NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

2019
62
APRIL

- ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ሓድሽ መድረኽ
- ኣብ ቅድመና ዘሎ ዕድላት ...
- ሓወልቲ ትኹነለይ
- ዘየድልየና ክንእክብ . . .
- ዳታ ኣብ ዘለዎ ተክኖሎጂ ኣሎ

## ክፏት ዘተ

- ዕድላት ቁጠባ ሃገራዊ ልምዓት ኣብ ሓድሽ መድረኽ

ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳነ
ዶ/ር መልኣከ ተወልደ
ኣቶ ሳምሶም ብርሃነ








## ኣርሰናል ብኣርሰናላውያን ትስልጥነሉ ግዜ መዓስ ኮን ይኸውን?




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሚያዝያ 2019 ቁ.62

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ ፡ ሓበሬታ ፡ ኣበርክቶ ፡ መወዓውዒ ፡ መኣረምታ ፡ ነቐፌታ ... በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ድሕሪ ምስዓር ተጻብኦ፡ ኣብ ሓድሽ መድረኽ ናይ ታሪኽና ከም ናጻን ልኡላዊን ህዝብን ሃገርን ኣቲና ኣሎና። ሕጂ'ውን መሰረታዊ ዕላማና፡ እቲ ዝሓለፉ ወለዶታት ኤርትራውያን ዝጀመርዎ ዕላማ ምህናጽ ሃገር እዩ። ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡ ድሕነታዊ ምህናጽ ሃገር። ምህናጽ ሓያል፡ ብልጽግቲ፡ ክብረትን ፍትሕን ዝሰፈና ናጻን ልኡላዊትን ሃገር። ኣብ ሰላምን ምትሕብባርን ዘለዎ ዞባ።

እዚ ናይ ሕጂ መድረኽ፡ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ተስፋ ዘለወሉ፡ ተጻብኦ ዝጎደለሉ፡ ዕድላት ሽርክነት ዝሰፍሓሉ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ውሽጣዊ ኤርትራዊ ዓቕሚ ዝተመሓየሸሉ ብምዃኑ፡ ምህናጽ ሃገር ንምዕዋት ካብ ናይ ቅድሚ ሕጂ መድረኻት ዝሓሸ እዩ።

ኣብ ወርሒ መጋቢት፡ "ታሪኻዊ ዓወት፡ መጻኢ መደባት" ብዝብል ኣርእስቲ፡ ብሰበስልጣን መንግስትን ግንባርን፡ ኣብ መላእ ሃገር ኣብ እዋናዊ ኩነታት ዘተኮረ ሰሚናር ተኻይዱ ነይሩ። ኣብ'ቲ ሰሚናራት፡ ብቐንዱ ተኣትዩ ኣብ ዘሎ ሓድሽ መድረኽ ሰላምን ኣብ 2019 ብመንግስቲ ቀዳምነታት ተዋሂብዎም ዘለዉ ልምዓታዊ መደባት ዘብርህን እዩ ነይሩ።

ኣብ 2019 ክንዮኡን ተታሒዞም ዘለዉ ዓበይቲ መደባት፥ ምስፋሕን ምዝምናውን ወደባት ባጽዕን ዓሰብን፡ ምስፋሕን ምምሕያሽን ጽርግያታት (መስመራት ባጽዕ-ኣስመራ፥ ነፋሲት-ሰርሓ፡ ደቀምሓረ-ተራእምኒ-መረብ፡ መንደፈራ-ባረንቱ፡ ተሰነይ-ኦምሓጀር፡ ዓሰብ-ደባይሲማ ካልእን)፡ ዓቕሚ ምምንጫውን ምዝርጋሕን ጸዓት ምሕያል፡ ምዕባይ ቀረብ ማይ (ንዝስተ፡ ንጽሬት፡ ንሕርሻ ኢንዱስትሪን ካልኦትን)፡ ምምሕያሽ ኣገልግሎት መራኸቢታት፡ ሃብቲ ዓሳ ብግቡእ ክንጥቀመሉ ዘኽእል ኣድማዒ ፕሮጀክትታት ምብጋስ፡ መሰረታዊ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ናብ ኩሉ ከባቢታት ከም ዝበጽሕ ንምግባር ዓቢ ወፍሪ ምክያድ፡ መደባት ትምህርትን ሞያዊ ስልጠናን ምሕያል፡ ምስራሕ ኣባይቲ ምጅማር፡ ኣብ ውሽጥን ኣብ ወጻእን ናይ ዝኑብሩ ዜጋታት ቁጠባውን ሞያውን ኣበርክቶን ወፍርን ከም ዝዓቢ ምግባር፡ ስርሓት ምርምርን ሰነዳን ሕትመትን ከም ዝዓቢ ምግባር፡ ንዞባዊ ምትሕብባር ቀርኒ ኣፍሪቃ ምስራሕ፡ ዜናዊ ዓቕሚ ምድልዳል፡ ምሕያል ባህላዊ ስርሓት፡ ምሕያል ስርዓት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ምምካት ስርሒታት ሸርሒን ካልእ መልክዓት ተጻብኦን፡ ምምካት ገበናት፡ ምምካት ብልሽውናን ካልእን እዮም።

መጽሔት መንእሰይ ኣብ'ዚ ናይ ሎሚ ሕታም፡ ነቲ ብሰበስልጣን መንግስትን ግንባርን ዝተኻየደ ሰሚናራት ምርኩስ ብምግባር፡ በብዓውዱ ትንታነን ሓሳባትን ኣቕሪባ ኣላ። ኣብ ወርሒ መጋቢት፡ "ዕድላት ቁጠባ ኣብ ሓድሽ መድረኽ" ብዝብል ኣርእስቲ ብውዳበ ማሕበር ኣብ ኣስመራ (ጁንየር) ዝተኻየደ ዉዕዉዕ መደብ ሓባራዊ ዘተ ጽማቕ ትሕዝቶ'ውን ሰፊሕ ቦታ ሂባቶ ኣላ። ኣብ'ቶም ካልኦት ዓምድታታ'ውን ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ ዝምህሩ፡ ዘማእዝኑን ዘዘናግዑን ትሕዝቶታት ቀሪባ ንኣንበብታ ጆባእ ትብል!

# ደሃይኩም

## እዋኑ ዝሓለወ ዛዕባ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ ክፋት ዘተ ዝቐረበ ሓብራዊ ዘተ እዋኑ ዝሓለወን ኣገዳሲን ነይሩ። ተዛተይቲ ኣብ ዝቐረበ ዛዕባ ዝሃብዎ ርእይቶን ሓሳባትን መረዳእታ ኣብ ህሉው ኩነታት ዘዕቢ ስለዝነበረ፡ ንኹሎም ተዛተይቲ ልባዊ ምስጋና ኣብጽሑለይ። መጽሔት መንእሰይ'ውን ከምዚ ዘኣመሰሉ እዋናውን ኣገዳስን ዛዕባ ብምልዓል፡ መንእሰያት ብኽፋት ኢሂን ምሂን ክበሃሃሉ መድረኽ ምኽፋታ ምስጋና ዝግብኣ ኣይኮነን። ኣብ መጻኢ ብተመሳሳሊ እዋናዊ ዛዕባታት እናልዓለት መኣዲ ዘተ ክትከፍት ዝህልዎ ኣገዳስነት ኣስተብሂላትሉ ክትህሉ እተስፎ።

*ደሃብ ሕሩይ ካብ ን/ዞባ ከረን*

## መኣረምታ ደርፊ

መጽሔት መንእሰይ ብኣቀራርባኣን ትሕዝቶኣን ኣዝያ ጸቡቕ ኣላ። ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም "ሃገራዊ መንነትና ሓላገታት፡ ቅኒታትን መርኣያታትን" ብዝብል ኣርእስቲ ብኣልኣሚን ሓፀድ ኣልኣሚን ዝቐረበ ሓብራዊ ዘተ ብተመስጦ ኣንቢበዮ። ኣገዳስነ ተዘክሮ ዘሐድሰን ኮይኑ ድማ ረኺበዮ።

ኣብ'ቲ ንቅኒታትን ዜማታትን ዘቕረቦ ዝርዝር፡ ደርፊ "ሸገይ ሃቡኒ" ከም ናይ ኣቶ በሃን ሰጊድ ገይሩ ኣቕሪብዎ። እታ ደርፊ ግና ተወልደ ረዳ ኣብ ማትኣ ከሎ ዘዜማ ስለዝነበረት፡ መኣረምታ የድልያ እዩ። ብዝተረፈ፡ ሃማሙተኤ ወትሩ ሓሙስ ዘቕርቦ ዘሎ መደብ ሓብራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበብን ኣገዳስነቱ ፍሉጥ'ዩ። ስለዚ ኣብ ኣወዳድባኡ ይኹን ኣብ ምዝርጋሕ ዕድመ ወይ ሓበሬታ ብዝገዳስነት ክሰርሓሉ ይግብኦ። ንኡስሰይ ከም ኣቡት ከቕርብ እንተኾይኑ ካብ ብጽሑፍ ብኣካል ክስተፍ ምሓሸ። ሓበሬታ ስለዝየብጽሓኒ ግና እቲ ዕድል ኣምሊጡኒ።

*ጉብረንጉስ ዘርአ (ኮርፖረሽን ዘራእትን ጥሪትን)*

## ሓበሬታ ሓይሊ'ዩ

"ሓበሬታ ሓይሊ'ዩ" ከም ዝተባህለ፡ ኣንፈት ዘትሕዝ ኣማእዚኒ ሓበሬታ ምስዘይህሉ ወይ ምስዘውሕድ ሰብ ናብ ቤላቤለው ይኣቱ'ሞ፡ ጉዳያት እናተጋዕዙን ዘይመልክዖም እናሓዘን ይናፈሱ።

ስለዚ ሕብረተሰብና ብሓፈሻ መንእሰያትና ድማ ብፍላይ ንጹርን እዋናውን ሓበሬታ ስለዘድልዮም፡ መጽሔት መንእሰይ ነዚ ተተሓሒዞም ዘላ ዕማም ብዝሰፍሐን ብዝበለጸ ኩነታትን ክትደንፍዖ እላቦ።

*ታደሰ መሓሪ ካብ ኣስመራ*

## የቐንየልና!

ሰላምታ ንዓኹም ይኹን ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ። ኣነ መንእሰይ ኣይኮንኩን፣ ግና ኹሉ ግዜ ወትሩ ኩሉመዳያዊ ቀም-ነገር ሒዛ እትወጽእ መጽሔት ኣሕሊፈያ ኣይፈልጥን እየ። ኣዘናጋዒ፡ ሓበሬታውን ትምህርታውን ትሕዝቶ ስለዘለዋ፡ ካብ ዝቐረበኒ ክዮስክ ዓዲጌ ባህ ኢሉኒ'የ ናብ ቤተይ ሒዘያ ዝኣቱ። ቅሩብ ቅር ዝበለኒ፡ ደቀይ ምስ ሃበርም መንእሰያት እተኻየደ ቃለመጠይቕን ኣገደስቲ ዓናቕጽን ሰጊረን ናብቲ ስፖርተኛታት ቃለመጠይቕ ዝገበርሉን ፎቶስቲ ጽሑፋት ዘእንገደሉን ዓምድታት የድህባ ምኻነን እዩ።

እዚ ልምዲ'ዚ ኣብ ሓያለ መንእሰያት ዝንጸባረቕ እንተኾይኑ፡ ኩላትና ወለዲ ኣብ ምምእዛን ደቅና ተራና ክንጻወት ከድልየና እዩ። መጽሔት መንእሰይ ድማ ነዚ ተገንዚባ ኑቶም ኣብ ኣእምሮ መንእሰያት ክሰፍሩ ኣለዎም እትብሎም ዕቱብ ትሕዝቶ ዘለዎም ጽሑፋት፡ ኣብታ መጽሔት ፋሕ ኣቢላ ከተቕርቦምን ተኻቢ ብዘሾነ ኣገባብ ከተዳልዎምን ኣዘኻኽር።

*ጉብረኣብ ተወልደ ካብ ደባርዋ*




## ሕቶ ወለዲ

ስለምንታይ ዘይትምርያ?
ስለምንታይ ዘይትምርዓዊ?
እንታይ ደኣ ረኺብኩም?
ኢሎም ሕቶ ኣቕረቡ
ክቡራት ወለዲ
ንመንእሰያት ዓዲ፤

*"ኣውዳት እኳ መሊኦም እዮም ዘለዉ፤*
*የግዳስ ሱብኣይ ዝኾውን እዩ ተሳኢኑ"*
ብምባል መለሳ ኣዋልድ ብሓበራ
ሰኽፍ እንክይብለን ዋላ ከይሓፈራ
ጸጉረን እናንሸኾሳ፤

ኣውዳት ብወገኖም
*"ንሕና ዝሰኣንና ሰበይቲ ትኸውን*
*ሓዳራ ገጥ ተብል ሰድራ ትከናኸን*
*ኣዋልድ ደኣ መሊኣን*
*ኣብ ገገዘኣን ኮፍ ኢለን"*
ብምባል መለሱ ንኹሉ ብምስትንታን

ኣብ ምጽራይ እቲ ሓቂ
እተን ኣዋልድ ዝደልያ
ሱብኣይ ዝኾነን ንፍቕሪ
እቶም ኣውዳት ዝደልዩ
ሰበይቲ ትኾኖም ንመዋእል ዕምሪ

ኩሎም ኣይተጋጉዩን
ኣዋልድን ኣውዳትን
ካብ ሎሚ እኳ ኣይብዘሐን!

*ጋሎ ዘ-ፐራዳዞ*
*29/03/2019*

## ደሃይ ማሕበር

# “ምሕያል ብቕዓት” ብኣተኩሮ ይስረሓሉ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣብ 2018 ንቕሓት መንእሰያት ኣብ ምብራኽ፡ መንእሰያት ሞያ ዓጢቘም ነብሶም ከም ዝኽእሉ ንምግባር ዝተኻየደ ስርሓትን ኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ ሕብረተሰብ ንምዕባይ ዝተሰላሰለ ስርሓትን ዝተራእየ ድኽመታትን ብምግምጋም ናይ 2018 ውጥን ስራሕ ሓንጺጹ።

ብ14ን 15ን ጥሪ ኣብ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ - እምባትካላ፡ ሓለፍቲን ወከልቲ ካድራት መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ብደረጃ ሃገር ዝተኻየደ ኣኼባ፡ ሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ማሕበር ኣብ ዘቕረብዎ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ፡ ኣብ ናይ ውዳበ መደባት፥ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ ምምልማልን ምሕያልን ውዳበታት ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ክካየድ ዝጸንሐ ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርቲን ስልጠናታትን፤ ኣብ ምብራኽ ንቕሓት መንእሰያት፥ ብዝተፈላለዩ ኣገባባትን ሜላታትን ንፖለቲካዊ፡ ትምህርታዊ፡ ጥዕናዊን ማሕበረ-ባህላዊን ክካየዱ ዝጸንሑ ጎስጓሳት ብዝሓየለ ክቕጽሉ፤ ኣብ ምሕያል መንእሰያት፥ መንእሰያት ሞያን ክእለትን ዝዓጥቅሉ ክህቦም ዝጸንሐ ስልጠናታትን ዕድላትን ከምኡ’ውን ክስልጥኑ ኣብ ዝጸንሑ መንእሰያት ክግበር ዝጸንሐ ናይ ንኡስ ለቓሕ መደባት፤ ኣብ ምዕጣቕ ማእከላት ክኽይድ ዝጸንሐ ስርሓት፤ ተሳታፍነት ኮምን መሻርኽቲን ኣብ ምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት፤ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ መደባት ኣበርክቶኦም ኣብ ምዕባይን ጽልዋን ሽርክነትን ማሕበር ኣብ ዞባዊን ኣህጉራውን ጉዳያት ኣብ ምዕባይ ንዝተዓመ መደባት ብእወታ ብምግምጋም፡ ኣብ 2019 ብዝሓየለ ኣብ ዝቕጽለሉ መዳያት ተዘትዩሉ።

ማሕበር ኣብ ዓመተ 2019፡ ኩሉ መደባት ምስቲ ተኣትዩ ዘሎ ትስፉው መዋእል ክቃነ ድሕሪ ምውሳን፡ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት ብዝሓየለ ክቕጽል፡ ዝርጋሐ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ሕመረትን ካድራትን ክዓቢ፡ መኣድታት ስነጥበብ ንምሕያለን ክስራሕ፡ ሞያዊ ስልጠናታት ዝቐሰሙ መንእሰያት ናብ ዋኒን ዝሰጋገርሉ ኣገባባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓሳትን ክሕይል፡ ቀያሕቲ ዕምባባን ፈተውራርን ዘተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምግባሮም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ ዝብልን ካልእን መደባት ስራሕ ሓንጺጹ።

ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ተተግቢሩ ዘሎ ዕማማት ሳላ ንጡፍ ተሳትፎ ስድራቤታት፡ ኮምን ኣካላት መንግስትን ግንባርን ብዓቢኡ ድማ ንጡፍ ተሳትፎ መንእሰያት ምዃኑ ብምጥቃስ፡ ዓመተ 2019፡ ናብ ርሁው መጻኢ ዘሰጋግር ድንድል እተርግጸና ዓመት ብምዃና፡ ኣብ ምሕያል ብቕዓት ኣተኩርና ጻዕርና እነዛይደላ ዓመተ ስራሕን ጉያን ክትከውን ምዃና ሓቢሩ።



# ተሳትፎ ማሕበር ኣብ ኣህጉራዊ ሲምፖዝዩም ሰላምን ኣኼባ ባይቶ ሰብኣዊ መሰላትን

1ይ ኣህጉራዊ ሰምፖዝዩም "ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ማስርሕ ሰላምን ጸጥታን" ብሚኒስተር ጉዳያት ወጻኢ ፊንላንድ ዝተዓደመ ኮይኑ፣ ብ5-6 መጋቢት 2019 እዩ ኣብ ሄልሲንኪ ተኣንጊዱ። ዕላማ ናይዚ መደብ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ዝረጋጥም ውግእ ሓድሕድ ይኹን ግጭታት ንባሪ ሰላም ንምምጻእ ኣብ ዝገበር ማስርሕ ምድናይ ፍልልያት፣ ተሳትፎ መንእሰያት መሰረታዊ ምኳኑ ንምርዳእን፣ ብደረጃ ውድብ ሕቡራት ሃገራት መራሒ ሰድ ፖሊሲ ንምድላውን እዩ። ኣብ'ዚ መደብ ካብ ዝተፈላለያ ሃገራት፣ ማሕበራት መንእሰያት ሲቪካውያን ትካላት፣ ኣካላት ሕቡራት ሃገራትን ዝተወከሉ ልዕሊ 40 መንእሰያትን ዕዱማት ኢጋይሽን ተሳቲፎም።

ሰላም ተዳልዩ። ብዘይካ'ዚ ዝተፈላለዩ ኣካላት ሕቡራት ሃገራት፣ ፕረሲደንት ሓፈሻዊ ባይቶ፣ ወኪል ኣካል ሰላምን ጸጥታን፣ ወኪል ማዕከን ህዝቢ፣ ፍልይቲ




ልኡኽ ዋና ጸሓፊ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ኣብ'ቲ ኢጋጥሚ ተረኺቦም መራሒ ሓሳባት ኣብ ምትብባዕ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ማስርሕ ሰላምን ምድናይን ኣቕሪቦም።

ፕረሲደንት ሓፈሻዊ ባይቶ ሕቡራት ሃገራት፣ ማርያ ፈርናንዳ ኢስፖዛ ኣብ'ቲ ናይ መዘዞሚ

ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ሃገራውን ኣህጉራውን ናይ ውሳነ ቦታታት ንኽመሓየሽን ኣብ ልኡኽ ሃገራት ብርኪ መንእሰያት ኣብ ምዕባይ ኣባል ሃገራት ምስ ቤት ጽሕፈት ፍሉይ ልኡኽ ዋና ጸሓፊ ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ክተሓባበራን ኣተባቢዑ።

ተሳትፎ ሃማመተኤ ከም መቐጸልታ ናይ'ቲ ምስ ማሕበራት መንእሰያት ፊንላንድን ክከይድ ዝጀመረ ናይ ምሕዝነት ስርሓት፣ ብምትሕብባር ማሕበር ረድኤት ቤተክርስትያን ፊንላንድ (Finn Church Aid) ዝተኻየደ ኮይኑ፣ ኣብ'ዚ ሲምፖዝዩም ምስ ዝተፈላለያ ኣካላት ንምልውዋጥ ተመኩሮ ዝሕግዝ ርክባት ተኻይዱ።

ኣብ'ዚ መደብ ኣብ 14 ንጡፍ ግጭት ዘለወን ሃገራት ንዘሎ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ማስርሕ ሰላም ከም ወሰንቲ፣ ከም ተሓጋገዝትን ከም ንስነስትን ዘንጸባርቕ ሰፊሕ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ብኽልተ መንእሰያት ክቕርብ ከሎ፣ ብዝርከቡ ዝበሉ ክኢላታት ኣህጉራዊ ዳንኮት ሰላም'ውን ዝተፈላለየ መጽናዕታዊ ጽሑፋትን ተመኩሮታትን ቀረቡ።



ዝ. ምርኩስ ብምጥር ድማ ተጋሾኡ፡ ኣብ ጉጅለታት ብምኳን ንዝቐረበ መጽናዕታዊ ወረቐት ብደቂቕ ብምምጥጋም ርእይቶታት ኣቕሪቦም። ናይ ዘተ መደባት ተኣንጊዱ፣ ከም ወጽኢት ዝተኻየደ ሲይምፖዚየም ድማ ንድሬ እግመ ሰድ ፖሊሲ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ማስርሕ

ኢጋጥሚ ኣብ ዘሰምዓቶ ቃል፣ ጉዳይ መንእሰያት፣ ሰላምን ጸጥታን ከም ሓደ ካብ ሽውዓተ ቀዳምነታታ ምኳኑ ድሕሪ ብምጥቃስ፣ ንመንእሰያት ናይ "ለውጢ ሃዋርያ" ሰይማ፣ ብምቕጻል ንዅናጺ ተራ መንእሰያት ኣብ ምህዳእ ግጭታት ዝተፈላለያ ሃገራት ዝገለጸ ኣብነታት ድሕሪ ምዝርዛር፣

ወኪል ማሕበር ብጻይ ዳንኤል እያሱ ብዘወሃቦ፣ ብ11 መጋቢት ኣብ ቤትጽሕፈት ባይቶ ሰብኣዊ መሰላት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ጀኔቭ ኣብ ዝተኣንገደ ላዕለዋይ ደረጃ ልዝብ ኣብ ሰብኣዊ መሰላት ኣብ ኤርትራ፣ high level interactive dialogue on human rights in Eritrea ብምስታፍ ኑቲ ብኮምሽን ኢንኳየሪን ፍሉይ ራፖርተር ኣብ ጉዳይ ሰብኣዊ መሰል ኣብ ኤርትራ ዝበደህን ቅኑዕ ምስሊ ዘንጸባርቕን



## ሳዋን ማሕበርን

# ካብ ቅነ መንእሰያት ናብ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብኸመይ?

ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ)

"ንኸሉ እንቋዕ ኣርከበኩሉ!" ሪዚን ሓይሊ ቃል ኢየ። ብውሕዱ "እንታይ ኔሩ? እንታይ ኣሎ? እንታይ ክኸውን እዩ?" ንዝብል ሕቶ ኣብ ምምላስ ወይ ምስትምቓር ስለ ዝድርኽ። ኣብ'ዛ ዝተሓለለት ኣርእስቲ ብዙሕ ክበሃል ክትንተን ክየምገምን ክግለጽን ይከኣል እዩ። ጸንሖት 12 ዓመት ኣብ ሳዋን ብድሕሪኡ ብስራሕ ኣብ ዝተመላለስኩሉን ግዜ ብምብጋስ ምጡን ገምጋማዊ ሚዛን ክጽሕፍ ዘኽእል እመስለኒ። ምኽንያቱ እታ ንእሽተይን ምጥንትን መደብ ቅነ መንእሰያት፡ ናብ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ኣብ ዝበጽሓትሉ ብቐጥታን ብቐረባን እከታተል ስለ ዝበርኩ።

እቲ መደብ ንባዕሉ ንትርጉም መሳልል ዕብየት የንጸባርቕ እዩ ዝብል እምነት ኣለኒ። ምዕባለ ካብ ዝተሓተ ናብ ዝለዓለ ወይ ካብ ንኡስ ናብ ደርማስ ስራሕ ምስ ዝበጽሕ፡ ለውጡን መለስኡን ብንጹር ክስኣል ይከኣል። ብውሑድን ቀሊልን ዝጠበሰ መደብ መንእሰይ ድሕሪ ግዜ ናብ ሰፊሕን ዝተወሃሃደን ማእከል ስራሕ ተቐይሩ ኣብ ትርእየሉ፡ ሓበን ዘይፈጥር ኣይኮነን።

ርግጽ እዩ፡ "ሃማመተኤ እንታይ ስራሕ ዓሚሙ?" ዝብል ሕቶ ምስ ዝለዓል፡ "ናይ መንእሰይ ስራሕ ፈጺሙ" ዝብል ብሓጺር ክምለስ ይከኣል። ናይ መንእሰይ ስራሕ ብትርጉምን መግለጺታትን መወዳእታ የብሉምን። ካብቲ ስልጣን ወደሰብ ብስፍልጠት ክሰድ ዝጀመረሉ መዋእል ኣትሒዙ፡ ክሳብ እዚ መድረኽ ክጾ ዘመናዊት ብዝተፈላለዩ ፈላጣትን ፈላስፋታትን ዝተፈላለየ ጽበጽበን ሓበሬታታትን ክወሃብ ጸኒሑን ኣሎን።

መንእሰይ ካብ ሓደ መድረኽ ናብ ዝስዕብ መድረኽ ዘሰጋግር ድንድል፡ ወለዶታት ዘተኣሳስር ወርቃዊ ሰንሰለት፡ ዝያዳ ሕድርን ሓላፍነት ስራሕን ዝስከም ማእከል ብምዃኑ ሚዛን ስርሑ ክኸብድ ናይ ግድን እዩ። ብዓለም ደረጃ፡ ኣህጉራት፡ ሃገራት፡ መንግስታትን ማሕበራውያን ውድባትን ዚ. ዓ.ቢ. ሓላፍነት ዝስከም መንእሰይ ንዝለዎ ሓሳባት ናብ ግብሪ ንምትርጓም'የን ዝሰርሓ። ንውሒስ ቀጻልነትን ኣተኣማምኒ መጻኢን ናብ መንእሰይ ዘተኩረ ስትራተጂያዊ መደባትን መርሓ ጎደናን ይሕንጽጹ። ካብ ኣውራ ቀዳምነታተን ንመንእሰያት ቀዳምነት ብምሃብ፡ ብተኸፍጥጥን ረቒቕን ሜላታት ብዓብኡ ኣብ ህንጸት ኣእምሮ መንእሰያት ክሰርሓ ይግደዳ። ስራሕ ንምውሓስ ቀጻልነት።

ምስራሕ ጥራይ ንበይኑ ኣኻሊ ስለ ዘይኮነ፡ ልቢ መንእሰይ ምፍላጥ ልዕሊ እቲ ዝዓበየ ወፍሪ ክስራዕ ንብር ይኸውን። ንእዋናውን መጻኢን ድሌታት፡ ጠለባት፡ መደባትን መድረኻዊ ብድሆታትን ግድላትን መንእሰያት ብደቂቕ ምጽናዕ ኣብ ምልክት ሕቶ ኣይኣትውን። መንእሰይ ተኸር ስራሕ ናይ ኩሉ ግዜ ዕማምን ዘቦቶኽ ስራሕ ክኸውን ከም ዝግባእ'ውን ኣይከሓድን።

ልክዕ እዩ ኩሉ ሕቶታትን ጠለባትን መንእሰያት ብሓደ ረፍዲ ዝምለስ ኣይኮነን። የግዳስ ደረጃ ብደረጃ ክሳብ እቲ ዝበጽሖ ጫፍ ዓቕሚ ንምትግባር ክሰርሓን ብዓብኡ መንእሰይ ብዝሰተፍ ኣገባብ፡ ኣብ ዘቋርጽ ዕዑ ምጽማድ ግን ዘይተርፍ ዕማም ይኸውን። ምኽንያቱ፤ ሃገር ከም ዘይተቋርጽ ማሽን እንተድኣ ትምስል ኮይና፤ መንእሰይ'ውን ከም ተረካብን ኣረካብን ጸዓትን ወሳኒን



ሓላፍነታውን ኩርናዕ ይሕዝ። ታሪኽ መንእሰይ ኤርትራ'ውን ኣብዚ መቓን ኣትዩ ክጥመት ይክኣል።

ሕሉፍ ገዕዞን ምዕራፋት ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፣ ካብ ንኡስ ናብ ደርማስ ንዝተቐየረ ዕማም ምንባሩ ዝተፈልጠ እዩ። መጻኢ ዕድል'ውን ኣብኡ ከም ዝምርኮስ ኣየጠራጥርን። ነዚ ሓቅታት ብምእማን ወለዶ ናጽነት ዝኾነ መንእሰይ ንገዛእ ርእሱን ንሃገሩን ክሃንጽ ምእንቲ፣ ንትግባረ ሰፋሕቲ መደባት ኣንጊሁ ወፊርሎም። ብዘይካ እቲ ስሩዕ ኣካዳምን ሞያውን ትምህርቲ፣ መደባት ክረምታዊ ማእቶትን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ካብ'ቶም ዓበይትን ሰፋሕትን ውዳበታት ምኳኖም ክንዝክር በቓዕና። ኣብ ኩሉ እቲ መንግስቲ ዘውደቦን ዝሰርሖን ዓበይቲ መደባት ህንጻት፣ መንእሰይ መሪሕ ተራ ጸኒሕዎን ኣሎዎን። ግደ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ኣብቲ ህንጻት እንታይ ከም ዝነበረ ንምምዛን ኣየጸግምን። መሪሕን ደራኺን ኣስተዋጽኦ ምንባሩ'ውን ኣይክሓድን።

መደባት ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ መጀመርታ 1990ታት ብዝተፈላለየ ንጥፈታት ክብጸስ ኣብ ዝጀመረሉ፣ ሃማመተኤ ዓቢ እጃም ምዃኑ ኩሉ ዝፈልጦ ሓቂ እዩ። እቲ ዕማም ብዓይነትን ቁጽርን ውሑድ'ውን ኣይነበረን።

ሱታፌ መንእሰያት ኣብ ምዝገባ ዜግነት፣ መሰርሕ ረፈረንዱም፣ መደብ ምጥፋእ መሃይምነት፣ ኣብ ዝተፈላለያ ትካላት መንግስቲ ዝተመደበ ስራሕ ንምትግባር፣ ድልውነት ኣብ ምርግጋጽን ብእወታዊ ሓሳባት ንምጽላውን ዘተየዶም በበይኖም ዓይነታት ስራሕ ማሕበር ካብ'ቶም ዓንኳራት መደባት እዮም። እቲ ስራሕ'ውን ካብ ንኡስ ናብ ዓቢ ዝጸሐ ዕማማት ንምባል ዘደፍሩ ፍጻሜታት ምጥቃስ ይከኣል።

ምስ ምጅማር መደባት ሃገራዊ ኣገልግሎት፣ ማዕረ ማዕረ ወተሃደራዊ ታዕሊምን ፖለቲካዊ ትምህርትን፣ ሃማመተኤ ንኣእምሮ መንእሰይ ክሃንጽ ዝኽእል ዝተፈላለየ ሓሳባት ወጢኑ ከተግብር ምብጋሱ ናይ ኩሉ መንእሰይ ተዘክሮ እዩ። መንእሰይ ሓበሬታን ፍልጠትን ዝረኸበሉ ውዳበታት ከም ሰሚናራት፣ ውድድር ሓፈሻዊ ፍልጠት፣ ኣቕርቦት ዝተፈላለየ ጽሑፋትን መጻሕፍትን ንመንእሰያት ክዘንግዖን ክዘንዩን ዝኽእል ስነጥበባውን ባህላውን መደባት'ውን ካብ'ቶም ብዙሓት ውሑዳት እዮም።

ስራሕ ማሕበር ካብ ዝተሓተ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ክበጽሕ ዝኸኣለ ቀጻሊ ኣሳታፊ ገምጋም ይካየድ ስለ ዝነበረ ኮይኑ ይስምዓኒ። እቲ መደብ ካብ ምብጋስ ተዓለምቲ ክሳብ ምጅማር ታዕሊም ኣብኡ ቀዋሚ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ባሕቲ ነሓሰ 1994 እዩ ቀጺሉ። ምስ ነፍሲወከፍ መንእሰይ ዝተኣሳሰር ተዘክሮቲ ፍጻሜታት ከም ዝህልዉ ኣየጠራጥርን። ንኣብነት እቲ ናይ መዚቃን ድራማን መደባት ፍሉይ መቐረት ዝሕዝ እዩ ኔሩ።

ውዳብ ካብ ሓያል ዓቕምታትን ጸጋታትን ማሕበር እዩ። ማሕበር ምስ መሻርኽቲ ብምውህሃድ ዝተፈላለዩን ንመንእሰይ ዘገድሱ መደባት ይሰርዕ፣ ይመርሕን የተግብርን። ናይ መዚቃን ድራማን፣ ቅቡኣን ቅርጻን መደባት ሓደ ድሕሪ ሓደ ሰሪዑ፣ ባህሊ ንባብ ንምኩስኳሰ'ውን ጋዜጣታት (ትርግታ፣ ኣልኑቢድን ገለድን)፣ መጽሔታት፣ መጻሕፍቲ፣ በረርቲ ጽሑፋትን ካልኦት ኅትመታዊ ስርሓትን ካብ ማእከላይ ቦታ ክሰርሕ ድሕሪ ምጽናሕ፣ ኣብ ሳዋ ምዱብ ቤት ጽሕፈት ከፊቱ። ኣብ ነፍሲወከፍ ክፍላተ ሰራዊትን ስታፋትን ወከልቲ ኣቐሙ። ብንኡስን ብውሑድን ዓቕሚ ዝተበገሰት ቤት ንባብ'ውን ኣርሒዩ። እዛ ቤት ንባብ እዚኣ መሰረት ናይ'ቲ ሎሚ ዓቢ ተቐይሩ ዘሎ ቤት ንባብ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል እያ።

ብዘይካ እቲ ኣብ ነፍሲወከፍ ዙርያ ምስ ዝተፈላለዩ ኣካላት ግንባርን መንግስትን ብምውህሃድ ናብ መንእሰይ ዘተኮረ ዝሰርዖ መደባት፣ ውድድራት ስፖርት፣ ሓፈሻዊ ፍልጠት፣ ካብ ሰሚናራትን ኣኼባታትን ናብ ዝሰፍሐ መደብ ዓውደ መጽናዕትን ኣስተምህሮን ክሰግር ይዝከረኒ። ንሓደ ሰሙን ዝቐጸለ ቅነ መንእሰያት ኣብ ሳዋ 1997 ብምውዳቡ፣ ኣብቶም ልሙዳት ዝነበሩ ስፖርታዊ ግጥማት ኩዕሶ እግሪ፣ ኩዕሶ ሰኪዔት፣ ኣትሌቲክስ፣ ናይ ወሸጢ ገዛ ጸወታታት ከም ዳማን ቸዝን ጥራይ ኣይተሓጽረን። ንፈለማ እዋን ናይ ማውንተይን ባይክ ቅድድም ብሾግሌታ ውድድር ኣብ ጎደናታት ሳዋ ኣካይዱ። እዛ ፍጻሜ እዚኣ ሓንቲ ካብ ዓበይቲ ፍጻሜታት ቅድመ ወረር ወያኔ ተባሂላ እትርቋሕ እመስለኒ። ብዘይካ እዚ፣ እታ ኣብ ቅነ መንእሰያት ብስተኻስል ተሪቢሓ ዝጀመረትን ናይ ሽዱሽተ ቀጻሊ ገጽን ጽሑፍ ዓባይ ተመክሮ እያ ኔራ። ከም መሰረት ናይታ ንህይወት መንእሰያት እተንጸባርቕ፣ መሃሪት ሓባሪትን ኣዘናጋዒትን 'ድንድል' እተሰምየት መጽሔት 1998 ኣብ ምህናጽ ምቕላል እጃም ከም ዝነበራ እግምት።

ቅነ መንእሰያት ኣብ ሳዋ፣ ካብ ኣብ ካልእ ዞባታት ዝካየድ መደብ ጸብለል ዝበለሉ ናይ ገዛእ ርእሱ ፍሉይነት ኔሩዎ በሃላይ እየ። ብኣባላትን ተዓለምትን ዝዳለዉ ዝተፈላለዩ ትሕዝቶታት ቅዱስ መንፈስ ውድድር ዝፈጥሩ እዮም ኔሮም። ንመሃዝትን ፈጠራውትን ባይታ ዝፈጥር በበይኑ ዓይነት መደባት፣ ነቲ መደብ ድምቀት የልብሶ ነበረ። ስእላዊ ዓውደ ርእዩ፣ ኣብ ቴንዳ ዝተደኮነ ባዛር፣ ኣብ ኣድራሻት ዝተወደበ ዓውደ ዘተ፣ ኣብ ስቴጅ ዝተኻየዱ ሰሚናራት፣ ኣስተምህሮን ዓውደ መጽናዕትን ንኣቕረብትን ተሳተፍትን ፍሉይ ፍጻሜ እዩ ኔሩ።

ሳዋ፣ ማእከል ስሕበት መንእሰያት እያ። ነቲ ኣብ ዝተፈላለየ ዞባታት ዝካየድ ዝነበረ ቅነ መንእሰያት ናብ ሓደ ዓቢ ቅርጺ ብምጥርናፍ፣ ናብ ዝዓበየ ማእከል ተቐይሩ። ንፈለማ እዋን ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ ኣብ ከርሳ ክካየድ ተሓርዩ፣ ኣብ 2004 ጸምቢሉ።

ፈስቲቫል መንእሰያት ብሰፊሕ መደብን ዓይነታዊ ትሕዝቶታትን ካብ መላእ ሃገርን ኤርትራውያን ዲያስፖራ ከሳትፍ፣ ማሕበር ሓያል ጻዕሪ ዘካየደ እመስለኒ። ብግደ ሓቂ ሰፋሕቲ ሰሚናራት'ዩ ኣኣንጊዱ። ንመንእሰይ ብቐጥታ ዝጸልዉ ንስነኣእምሮኣዊ፣ ማሕበራዊ፣ ፖለቲካውን ቁጠባውን ዛዕባታት ብኽፉት ምዕዳሙ እዝከር። መንእሰያት ተመራመርቲ መሃዝትን ክኾኑ ምእንቲ ምድላው መጽናዕታዊ ጽሑፋት ንኸቕርቡ ባይታ ኣጣጢሑ። ናይ መንእሰያትን ግድላትን ዕድላትን ዝፍትሽ ሰምፖዝዩም ወይ፣ ብመንእሰያት ዝተዳለወ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ንምቕራብ ባብ ኣርሒዩ እንተተባህለ ነቲ ዝነበረ ፍጻሜ ምድጋም እመስለኒ። ነቲ መደብ ናብ ከምዚ ዝኣመሰለ ብራኸ ንምስቃል ግን ከቢድ ስራሕ ከም እተዓመመ ንምግምጋም ኣይከብድን።

ተራ መጽሔት 'መንእሰይ' ከም ርእሲ ኩናት ክምስል ይኽእል'ዩ በሃላይ እየ። ንሓበሬታታትን ጉዳይ መንእሰይን ብኹሉ ኣርእስትታት ክትቅልስ እዝከር። መንእሰይ

ዝማእከሉ ኣርእስታት ብምፍታሽ ጸላውን ደራኽቦን ትሕዝቶታት ንሕትመት ተብቂዑ ምንባሩ ብቐረባ እከታተል ኔረ። ንሲታፌ መንእሰያት ኣብ ፈስቲቫል ዘዕብዩን ኣነቓቓሒ ዛንታታት ተመክሮ መንእሰያት ብምእንጋድ ድማ ቡቲ ሓደ፡ ብዘተፈላለዩ መራኸቢ ብዙሃን ዘቐርብ ጎስጓሲ መደባት ብምውህሃድ ድማ ቡቲ ካልእ ዕዙዝ ኣበርክቶ ኔሩዋ - ናይ ኩሉ ኣንባቢ ምስክርየ እየ ዝብል። ኣብቲ እዋን እዋናዊ ምልክታ፡ ኣወዓዋዒ ሓበሬታታት፡ ፖስተራትን ኣብ ርእሲ እቶም ዘቐርቡ ዝነበሩ ዓንቀጻት፡ ቅድምን ድሕርን ፈስቲቫል ፍሉይ ሕታማት ብምእንጋድን ብምስናድን፡ ኩለን ኣኢጋር ናብ ፈስቲቫል መንእሰይ ሳዋ ከቕንዓ ምቕሉል እኳ'ም ኣልዒላ እንተብልኩ ምግናን ኣይብሎን።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት - ሳዋ፡ ንሸዱሽተ ዞባታት ኣብ ሓደ ቅርዓት ኣሕቢሩ። ኣብ ሓንቲ ሰዓት ባህልን ልምድን ሃገር ኣፋሊጡ። ብፍሰወከል ዞባ ዝዳለዉ ያታውን ዘመናውን ዓውደ ትርኢትን ምርኢትን ብዓቢኡ ናይ መሳንዕን መሃዘትን ክእለት መንእሰያት ኣዕቢዩ። ሰፊሕ ባዛርን ቁሸት ዞባታትን ተኣንጊዱ። ጸኒሑ'ውን ንኤርትራውያን መንእሰያት ዲያስፖራ ከም ሻብዓይ ዞባ ኣብ'ቲ ሓያል ውድድር ኣጸሚዱ።

ተመክሮ መንእሰያት ብልሳን መንእሰያት ዝቐርበሉ ባይታ ብምፍጣሩ ንምቕጻት ናይ'ቲ ማእከል ተወሳኺ ሓይሊ ኮይኑዎ። ኣብቲ ቀጽሪ ኣደነቕቲ ቅያታት፡ ኣገረምቲ ውዕሎታት መናእሰይ ተኻጺቢሮም። ጀጋኑ ታሪኻን ስራሕን ብሓፈሻ ምስሊ መንእሰይ ኣብ ሰለስተ ወራራት ተተሪኾ። ብዕላል መጋርያ ፍልጠት፡ ክእለትን ልምድታትን ተኻፊሉ። ኣቐዲሙ ዝጀምር ኣብ ሳዋ ዝዘከም ስፖርታዊ ግጥማት'ውን ውዕዋዕ ፈጢሩ። ውድድራት ስፖርሑፍ ብሓጺር ዛንታን ግጥምን ኣካል ናይ'ቲ ሰፊሕ መደብ ኮይኑ ተሰሪሕሉ ክብል እደፍር።

ጸዕቅን ዝተኣሳሰረን ኣብ ሰሌዳ ግዜ ብዝተሰርዐ መደባት ስራሕ ይካየድ ነበረ። ኣብ ሳዋ፡ ካብ ንግሆ ክሳብ ፍርቂ ለይቲ ዝቕጸሉ ስራሕ ኔርም። ነቲ ሳልስቲ ከም ገበታ ፍልጠትን ትምህርትን ዝቕይር ቅንያት ኔሩ። ብቐትርን ብለይትን ያታውን ዘመናውን ጉጅለታት መዚቃ፡ ሃማመተኤን ሓይልታት ምክልኻልን ንተሳተፍቲ ኣዘናጊዖም። ፍሉይ ተወሃቦ ክእለት መዚ ዓቕሚ መንእሰያት ኣፍልጦ ዝሀብ ባይታ ተቐይሩ።

ተማሃሮ ዓሰርተ ሓደ ክፍሊ ብሓፈሻ እቶም ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ መርመራ ኣርባዕተ ወይ ምልእ ነጥቢ ብምምጻእ ናብ ኮሌጅ ዝኣትዉ መንእሰያት ከኣ ብፍላይ ደራኽቦን እወታውን ጽልዋ ዝፈጥር ሽልማት ዛግረ ኣብ ሳዋ ቀጺሉ። ብዝይካ እዚ ኣብ ወጻኢ ሃገር እናነብሩ ብትምህርቶምን ስራሕምን ጸብለል ንዝበሉ መንእሰያት'ውን ሽልማት ሳዋ፡ ብኣብነታዊ ምህዞን ምስናዕን'ውን ሽልማት ሶደራ ተዳልዩ። ብደረጃ ዞባታት ጨናፍር ማሕበር ዝካየድ ሓፈሻዊ ውድድር፡ "ንብሉል ሳዋ" ዝብል ሽልማት ተዋሂቡ።

ፈስቲቫል መንእሰያት ኣብ ሳዋ ምሕሳቡ፡ ምውሳኑን ምክያዱን ፍሉይ ትርጉም ክህልዎ ባህርያዊ ኔሩ። ዝተፈላለያን ንኹሉ ዘሳትፉ ኮሚተታትን ዘቐርብ ካብ ቅድመ ምድላዋት ዝጠለሰ ድሕሪ መደብ ዝስዕብ ደቂቕ ገምጋም ዘካይዳ ኮሚተታት ዝሰርሕኦ ዕማማታት ኣብ ምዕባይ ናይ'ቲ መደብ ዘይናዓቕ ኣስተዋጽኦ ኔሩዎ። እቲ መደብ ካብ ምዝገባ ተሳተፍቲ፣ ናይ መጓዓዝያ መግቢን ጽሬትን ክሳብ ትግበራ መደባት ይካየድ ነበረ። እዚ ድማ ነቲ ትሕዝቶን ውዳበን ሓይልን ናህርን ክፈጥር ኣኽኢልዎ'ዩ ክበሃል ይከኣል።

ወለንታዊ ኣበርክቶ ካብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ኣብ ምዕዋት ፈስቲቫል መንእሰያት ዓቢ ኣስተዋጽኦ ከም ዝበርኮ ኣይርሳዕን። ኣብቲ ሰፊሕ ምቕርራብት፣ ምድላውትን ምውዕዋዕን ተራኦም ዕዙዝ ኔሩ። ከም ውጽኢቱ እቶም ካብ ዓመት ናብ ዓመት ዝሳተፉ ወለንታውያን ኣበርክትኦቲ ክዕቢ ተራእዩ። ጽልዋ ናይ'ቲ ዝሰሰን ዝበረ ቁጽሪ መንእሰያት ዲያስፖራ ናብ ሃገሮም መጺኦም ግቡእ ኣገልግሎት ክፍጽሙ ደሪኹ።

ሓያል ውዳቤ ወሀድ ስራት፡ ፍልፋለ ሓሳባትን ትግበራ መደባትን መንእሰያት ብዘዮብኦ ዝምስክር ኣብቲ ሓደ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ እዩ። እቲ መደብ ረቒቕን ተጨባጥን ቀምሳብራት ተሞኩሮ ኣቕሲሙ። ክብርታት ሃገር ኣውሪሱ። ብዝተፈላለየ ሜላታት ታሪኽን ክብርታትን ሃገር ናይ ምፍላጥን ናይ ምልላይን መደባት ምክያዱ ነቲ ዕማም ኣሳሊጥዎ፡ ሓደ ካብኡ ዙራ ሃገርካ እዩ።

ዙራ ሃገርካ፡ ካብ ሳዋ ናብ ዝጠዝሐ ክፋልን ኣጉዳሰን ከባቢታት ሃገር ንምብጻሕ ዝካየድ ዑደት እዩ። ኣብ'ቲ ዑደት እቲ፡ ብምእኩልን ጥርኑፍን ኣካይዳ ብመራሕትን ሓበርትን ኣቦላት ስለዝካየድ፡ ንቶም ጠቕለሎም ናብ ኤርትራ መጺኦም ዘይፈልጡ ዜጋታት፡ ከምቲ ዝድለ ሓበሬታ ዘይረኽቡ፣ ቦታታት ታሪኽን ቱሪዝምን ብሓባር ክበጽሑ ዕድል ይፈጥር። ስለዝኾነ ኸኣ መንእሰያት ካብ ፈስቲቫል ሳዋ ብቐጥታ ናብ ኣገደስቲ ከባቢታት ክበጽሑን ናብ ዝምነቦም ቦታታትን ሃገርን ዓዪደም።

ሳዋ እምብኣር ኣብ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ማእከል መንእሰያት፡ ባይታ መሃዝትን ድልድል ሃገራዊ ክብርታትን ንምዃን በቒዑ። እቲ ብቐዓ መንእሰያት ተበጊሱ ክልተ ዓመታዊ ብዝካየድ ፈስቲቫል መንእሰያት ዝቐጸለ መደብ ካብ 2004 ክሳብ 2018 ሃብታም ተመክሮ ኣሲጋጊሩን ሃብታም ተመክሮ ደሊቡን እዩ። ንዝኾነ ርእሳ ሓንቲ ካብ ጨናፍር ዞባታት፣ ሳዋን ሳዕለምት ትካላትን ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ብምዃን መሪሕ ተራ ትጻወት ኣላ። ሳዋ፡ ካብ ቀዳ መንእሰያት ክሳብ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ምብጻሓ ዓቢ ዓወት እዩ በሃላይ እየ። ምስጢር ናይ'ዚ ኩሉ ዓወታት ናይ መንእሰይ መደብ ብመንእሰይ ዝተመርሐ ንመንእሰይ ዝተኻየደ መደብ ብምዃኑ እመስለኒ። መንእሰይ ከኣ ምንጪ ሓይሊ ናይ ኩሉ ተኽእሎታት ስለ ዝኾነ።

ጉዳያት

# ጉዳይ ሃገራዊ ኣገልግሎት
## ኣብ ሓድሽ መድረኽ

ድሕሪ ምብቃዕ ኩናት-ውግእ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ካብ ዝመጹ ሕቶታት ሓደ፡ “መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ’ዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ከመይ ክኸውን እዩ?” ዝብል እዩ። ባህርያዊ ድማ እዩ። ምኽንያቱ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ብዙሕ መዳያት ዓቢ ኣበርክቶ ከምዘጸንሖ ኩሉ ዝፈልጦ እኳ እንተኾነ፡ ምስ’ቲ ዝሓለፍናዮ ናይ ኩናት ሃዋህው፡ ዜጋታት ዝያዳ ምስ ዕማም ምክልኻል ሃገር ኣተሓሒዞም እዮም ክጥምትዎ ጸኒሖም። ብርግጽ ድማ፡ ኣብ’ቲ ዝተሓልፈ መድረኽ፡ እቲ ዝዓበየ ኣበርክቶ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ምውሓስ ድሕነት ሃገር እዩ ነይሩ። ካልእ ኣበርክቶ ኣይነበሮን ማለት ኣይኮነን። ኩሉ፡ ድሕሪ ድሕነት ሃገር ስለዝስዕብ እምበር።

ብመሰረት ኣዋጅ ሃገራዊ ኣገልግሎት ቁጽሪ 82/1994፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ርእሲ ድሕነታዊን ልምዓታዊን ዕላማታቱ፣ ከም ምስግጋር ታሪኽ፣ ምውርራስ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን፣ ምኹስኳስ ሃገራውነት፡ ሓድነት፡ ማሕበራዊ ስኒትን ወህደትን፣ ምምዕባል ፍልጠትን ሞያን፣ ምህናጽ ሓያል ናይ ስራሕ ባህልን ዲሲፕሊንን ዘጠቓልለ ብዙሕ መዳያት (dimensions) ዘለዎ እዩ።

በዚ ሰፊሕ ዕላማታቱ ክርአ እንከሎ፡ ሕጂ እውን ኣገዳስነት ሃገራዊ ኣገልግሎት ንኹሉ ርዱእ እዩ። ኣብ ኩነት-ሰላም ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣየድልን’ዩ ዝብል መረዳእታ ክህሉ ትጽቢት ዝግበረሉ ኣይኮነን። ኣብ ብዙሓት ሰላም ዘለወን ሃገራት ዝሰርሓሉ እውን እዩ። ህንጻት ሓድሽ ወለዶ ቀጻሊ መስርሕ ስለዝኾነ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ዝኾነ እዋን ዘቋርጽ ኣይኮነን። እቲ ክመጽእ ዝኽእል ሕቶ፡ ምስ’ዚ ሓድሽ መድረኽ ብኸመይ ይተሓዝ? ዝብል ጥራይ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ኣተሓሕዛኡ ምስ’ዚ ሓድሽ መድረኽ ተሳኒዩ ክኸይድ ዘለዎ እዩ።

ኣብ 1994 መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ካብ ዝጅምር፡ ኣብ ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ኣማኢት ኣሽሓት መንእሰያት ውተሃደራዊን ካልእን ስልጠናታት ቀሲሞም በዚ መደብ’ዚ ሓሊፎም እዮም። ቅድሚ 1998፡ ኣብ ዝነበረ ዓመታት፡ ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ እቲ ግቡእ ናይ ኣገልግሎት ግዜኦም ፈጺሞም ይፋነዉ ምንባሮም ዝፍለጥ እዩ። ምስ ምእዋጅ ኩናት ግን እቶም ተፋንዮም ዝነበሩ እውን ናብ ሰራዊትን ካልእ ናይ መንግስቲ ስርሓትን ተመሊሶም ኣገልግሎቶም ቀጺሎም። ኣብዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ከኣ፡ (ኑቶም ክጸንዑ ዘይክኣሉ ናብ ስድትን ካልእን ዘምርሑ ገዲፍካ) ብዘይ ዝረብሕ ደሞዝ፡ ተጸሚሞም፡ ልኡላውነት ሃገር ክከላኸሉ፡ ህንጸት ሃገር ከሳልሱ ዝጸንሑ ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ብዙሓት እዮም።

ናብ ሓድሽ ኣተሓሕዛ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ እንሰግረሉ እምበኣር፡ ብቐዳምነት ዝመጽእ ጉዳይ፡ ሞሳ ናይ’ዞም ክሳብ ሕጂ ስለ ሃገር ክውፈዩ ዝጸንሑ ዜጋታት እዩ። ምላሽ ክረክብ ዘለዎ ድማ እዩ። ብተወሳኺ፡ ምስ’ቲ ዝነበረ ኩነታት መንግስቲ ናይ ኩሎም ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ሓላፍነት ተሰኪሙ እዩ ክኸይድ ጸኒሑ። ኩሉ መንእሰይ ናይ’ዛ ሃገር፡ ኣብ ዝተፈላለየ ስርሓት ከምዝምደብ፡ ኩሉጅ ኣትዩ ብናጻ ከምዝመሃር፡ ኣብ ኩሉጅ ክኣቱ ዘይክኣለ ድማ፡ ዝተፈላለየ ሞያዊ ስልጠናታት ከምዝቐስም ብምግባር ኣብ ስራሕ ከምዝዋፈር፡ ይውሓድ ይብዝሕ ደሞዝ ከምዝህልዎ ክገብር ጸኒሑ ኣሎ።

መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ቀጻሊ መስርሕ ይኹን እምበር፡ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ በቲ ዝጸንሐ ኣተሓሕዛ ክቕጽል ዝኽእል ኣይኮነን። ኑቶም ነዊሕ ዘገልገሉ ዝግባእ ሞሳኦም ከምዝረኽቡ ብምግባር፡ ካብ ሕጂ ንንየው፡ መንእሰያት፡ ብሓደ ወገን ንሃገር እቲ ዝግብኦም ኣገልግሎት እናሃቡ፡ ጸር ናይ መንግስቲ ዘይኮንሉ ኩነታት ክፍጠር ኣለዎ። እዚ ድማ ብቐንዱ፡ ቁጠባዊን ልምዓታዊን መደባት ብምንጥጣፍ፡ ዕድላት ስራሕ ብምስፋሕ ዝትግበር እዩ። መንእሰይ ብሞያኡ ኣብ ዝተፈላለየ ስርሓት ዝሳተፈሉ፡ ኣብ ሕርሻ ድዩ ኣብ ሃብቲ ባሕሪን ካልእ ንጥፈታትን ወይ ኣብ ውልቃዊ ዋኒን ተዋፊሩ ኣፍራዪ ዝኾነሉ፡ ካብ ተጸባይነት መንግስቲ ዝገላገለሉ ኩነት ክፍጠር ስለዘለዎ፡ መንግስቲ፡ ዝጸንሐ ኣገባብት ብምኽላስን ብምምሕያሽን፡ ምስ’ዚ ሓድሽ

መድረኽ ዝሰማማዕ ኣተሓሕዛ ሓንጺጹ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሕጂ እውን ኣብ ልምዓት ሃገር ዓቢ ስምብራት ክምዝህልዎ ገይሩ ክሰርሓሉ እዩ።

ምስ'ዚ ተተሓሒዙ ክርአ ዝግባእ ሓደ ዓቢ ጉዳይ፡ ማሕበራዊ ሕቶ ናይ መንእሰያት እዩ። መንእሰይ ኣብቲ ግቡእ ዕድመኡ፡ ተመርዕዩ፡ ሓዳር መስሪቱ ርጉእ ህይወት ክሕልፍ፡ እትዋትን ናይ መንበሪ ቤትን ሕቶ ወሳኒ እዩ። ናይ ኣባይቲ ጉዳይ ኣውራ ንመንእሰያት ኢልካ ክዝረብ ዝከኣል እኳ እንተኾነ፡ ንኹሉ ዜጋ ናይ'ዚ ሃገር ክምለሰሉ ዘለዎ ሕቶ እዩ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ቅልጡፍን ዓቢይን ወፍሪ ክምዝድሊ ኣብ ግምት ኣትዩ ድማ፡ ኣብ'ዚ እንኣትዎ መድረኽ ከም መደብ ተታሒዙ ክሰርሓሉ እዩ።

ኩሉ ከምዝርድኦ፡ ወለዲ ንደቆም ጽቡቕ ገይሮም ክኾስኩሱ ዝደልዩ፡ ካብኦም ተመላሲ ረብሓ ስለዝጽበዩ ኣይኮነን። ብቐንዱ ደቆም ብኣእምሮን ኣካልን ብቑዓት ኮይኖም ጽባሕ ንግሆ ብኦብሶም ክሓድሩ ብዘለዎም ባህጊ እዩ። ሓልዮት ዜጋታቱ ዘለዎ ሃገርን መንግስቲን እውን ብተመሳሳሊ፡ መንእሰያት ናይ ምኹስኳስ ሓላፍነት ተሰኪሙ፡ ገዚፍ ወፍሪ ዘፍስስ፡ ተኻኢሉ ወለዶ፡ ጽባሕ ንግሆ ኑብሱ ክኢሉ፡ ፍልጡት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዓጢቑ፡ ስልጥንቲ ሃገር ሃኒጹ፡ ዝሓሸን ዝማዕበለን ህይወት ንኽፈጥር ብምሕላን እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ባህርያዊ ጸጋ ኣብ ምዕባለ ሕብረተሰባት ዘበርክቶ ግደ እኳ እንተሎ፡ ብዘይ ክኢላን ዓያዩን ሰብ ንብይኑ ክጻወቶ ዝኽእል ተራ ኣገዚዩ ድሩት'ዩ። ፍልጡት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዘይዓጠቐ ሕብረተሰብ፡ መሬቱ ብኡዳዲ ዘይቲ፡ ወርቂን ካልእ ክቡር ዕንቁታትን ማዕድናትን ዋላ እንተጨቀወ፡ ዉሑስ ምዕባለ ከመዝግብ ኩቶ ዘይሕሰብ እዩ።

ነዚ ሓቂ'ዚ ብምስትውዓል፡ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር ህዝባዊ ግንባር ንደሞክራሲን ፍትሒን ሰፊሩ ካብ ዘሎ ኣዕኑድ መትከላት ሓደ፡ ምርግጋጽ ወሳኒ ግደ ሰብ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ሃገር እቲ ዝዓበየ ጸጋኣ ዓቕሚ ሰባ እዩ። ምኽንያቱ ምንጪ ኩሉ ካልእ ጸጋታት ወዲ ሰብ ብምኳኑ ምስኡ ክዳረግ ዝኽእል ካልእ ጸጋ የልቦን። እዚ ጸጋ'ዚ ብዝሓሑ ዘይኮነ ዓይነቱ ወሳኒ እዩ። ካብኡ ናብኡ ድማ ዓይነት ናይቲ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ፡ እቲ ቀንዲ መለክዒ ብልጸት ሕብረተሰባት እዩ።

መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ነዚ ዝተጠቕሰ ሃገራዊ ራእይን ዕላማን'ዚ ኪሰምር ዝተበገሰ እዩ። ውጽኢቱ ከኣ ቀሊል ኣይነበረን። እዚ ምልመላ'ዚ፡ ንኤርትራ ኣደ ንቑሓት፡ ጻዕረኛታትን ሞያውያንን መንእሰያት ክትከውን ኣብቂዕዋ እዩ። ብዘይ ምግናን፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ብዙሓት ካልኦት ሃገራት ምስዝርከቡ ናይዚ ዘመን'ዚ መንእሰያት ክነጻጸር እንከሎ፡ ፍሉይነት ኣለዎ። እዚ ድማ ውጽኢት ጻዕሪ ስድራቤታትን ሕብረተሰብን ኮይኑ ግደ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ምውርራስ ክብርታት ድማ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይነበረን። ኣብዚ ዘሎናዮ መዋእል፡ ብሓሸሽን ካልእ ጸዩቕ ልምድታትን ዝርጋን መንእሰያት ንብዙሓት ሕብረተሰባት ኣሻቓሊ ኮይኑሉ ኣብ ዘሎ እዋን፡ ኤርትራ ሓያል ባህጊ ስራሕን ዲሲፕሊንን ዘለዎም መንእሰያት ክተፍሪ ምብቅዓ ብሓቂ ዓቢ ጸጋ እዩ።

ቀንዲ ምስጢር ምዕባለን ብልጽግናን፡ ፍልጡትን ሞያን ከምኡ እውን ንዓቕምኻ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ዲሲፕሊንን ውዳበን ምውናን እዩ። መንእሰይ ኤርትራ እምበኣር፡ ኣብ ሳዋን ካልኦት ማእከላት ስልጠናን ዝቐሰሞ ዘሎ፡ ኣካዳምያዊ፡ ሞያዊን ወተሃደራዊን ስልጠናታት፡ ንሓዋሩ፡ መርሖ ምዕባለን ብልጽግናን ክኾኑ ዝኽእል ብምዃኑ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ፡ ብዝሓየለን ዝማዕበለን ዝወርጸጸን ኣገባብ ክሰርሓሉ ዘለዎ እዩ።



# ኣብ ቅድመና ዘሎ ዕድላት እንታይ'ዩ?

ዝሓለፈ 20 ዓመት፣ ከም ናጻን ልኡላዊን ህዝቢን ሃገርን ህላወናን ቀጻልነትና ንምርግጋጽ፡ ኣብ መሰረታዊ መሰላት ሕድገት ከይገበርና፡ ንኹሉ ተጻብኦታት ኣላሽ ኣቢልና፡ ኣብ 2018 ዝተጓናጸፍናዮ ዓወት፣ ምስ'ቲ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ተጋድሎ ሰጊርና ኣብ 1991 ዝተጓናጸፍናዮ ዓወት ዝመሳሰል እዩ።

እዚ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ መድረኽ'ከ እንታይ ክመስል እዩ? እቲ ኣብ ቅድመና ዘሎ ዕድላት ብልክዕ እንታይ'ዩ? ማዕረኡ ዘሎ ብድሆታት'ከ? መንእሰያት፣ ከም መሪሕ ለውጢን ምዕባለን ሕብረተሰብ መጠን እዚ ህልዊ ኩነት፣ ብመንጽር ዝሓለፉ ወለዶታት ኤርትራ ዝሰገርዎ ኩነት ከስተንትኑን ብዕምቈት ክንጸባረቑን ኣገዳሲ እዩ።

## ንምንጽጻር ዝኣክል

ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ኣብ ታሪኽ ሓደ ዘመን፡ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ፡ ሓባራዊ ተሞኩሮ ኣሕሊፉ፡ ኣብ መውዳእታ ብስሙር ቃልሱ ልዑላዊ ሃገር ክምስርት ዝበቕዐ ህዝቢ እዩ። ናብ'ዚ ደረጃ'ዚ ዝበቕዐ ግን፡ ብልሙጽ መገዲ ኣይኮነን። ኣዝዩ ከቢድ፣ ነዊሕ፣ መሪርን ፈታንን መድረኻት፣ እልቢ ዘይብሉ ሕልኽላኽ ግዳማውን ውሽጣውን ብድሆታት ሰጊሩ እዩ።

ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንልኡላውነት፣ ከም ኩሉ መስርሓት፣ ካብ መጀመርታኡ ምዕቡል ኮይኑ ኣይተወልደን። ኣብ 1940ታት-1950ታት ህዝቢ ኤርትራ መሰል ርእሰ ውሳነኡ ንምርግጋጽ ፖለቲካዊ ቃልሲ ክፍልም እንከሎ፣ ፖለቲካዊ ብቕዓቱን ውዳበኡን ትሑት እዩ ዝነበረ። ነቲ ሽዑ ህዝቢ ኤርትራ ዝገጠሞ ብድሆታት ክሰዕር ብቕዓት ስለዘይነበሮ ከኣ፡ እቲ ግዜ'ቲ ኤርትራዊ ሃገራውነት፡ ክሰርር ደዩ ክጠፍእ ዘይተፈልጠሉ ኣዝዩ ሓደገኛ እዋን እዩ ነይሩ።

ኣብ 1952፡ ኤርትራ ንስለ ጃኡ ፖለቲካዊ ረብሓታት ርእሰ ሓያል ኣመሪካ ተባሂሉ፡ ብውሳነ ሕቡራት ሃገራት ምስ ኢትዮጵያ ክትቁረን እንከላ፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ውዳበን ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዚ ዓቢ ውዲት'ዚ ክፍንጥስ ዓቕሚ ኣይነበሮን። ከም ውጽኢቱ ድማ ህዝቢ ኤርትራ፡ ናጻን ልዑላዊን ሃገር ናይ ምውናን ባህጉ ኣይሰመረን። ኣብ 1961፡ ህዝቢ ኤርትራ ካብ ሰላማዊ ኣገባብ ቃልሲ ናብ ጎንጻዊ ቃልሲ ምስተሰጋገረ ክፈጥሮ ዝኽኣለ ውዳበ እውን እንተኾነ ናጽነት ንምርግጋጽ ዝጥሉብ ብቕዓት ኣይነበሮን።

ኣብዚ ዝተጠቕሰ መድረኻት ህዝቢ ኤርትራ ዘካየዶ ቃልሲ፡ ዋላ እኳ ውዳቤኡን ብቕዓቱን ሰንከፍ እንተነበረ፡ ነቲ ድሓር ዝማዕበለ ስሉሓዊ ሃገራውነትን ቃልሲ ንናጽነትን ደቂ ዝፈጠረ ብምዃኑ፡ ከም ተሞኩሮ ዝንዓቕ ኣይኮነን።

ህዝቢ ኤርትራ ካብቲ ናይ 40ታትን 50ታትን ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳቱ፣ ከምኡ'ውን ኣብ ቀዳሞት ዓሰርተ ዓመት ዕጥቃዊ ቃልሲ ካብ ዘጓነፎ ጸገማትን ማሕለኻታትን ትምህርቲ ቀሲሙ፣ ማእከሉ ከስተኻኽል ኣብ መወዳእታ ዝፈጠሮ ምዕቡል ፖለቲካዊ መኪና፡ ህዝባዊ ግንባር እዩ ነይሩ። እዚ ዳሕረዋይ መድረኽ ብረታዊ ቃልሲ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ ትሕቲ ብቑዕ ኣመራርሓ ህ.ግ፡ ብልዑል ሃገራዊ ንቕሓትን ውዳበን ኣንጻር መግዛእቲ ተቓሊሱ ዝተዓወተሉ እዩ ነይሩ። የግዳስ ብዘይ ዝረብሕ ናይ ወጻኢ ሓገዝ በይኑ ኣንጻር ሓያላት ዝገጠመሉ ብምንባሩ፡ እቲ ቃልሲ ብጽንኩርነቱ መዳርግቲ ኣይነበሮን።

ድሕሪ ናጽነት፣ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ዓበይቲ ሓይልታት ዝገጠምናሉ 20 ዓመታት እውን ቀሊል ኣይነበረን። ካብቲ ናይ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ዝፈልዮ ግን፡ ከም ናጻን ልኡላውን ህዝቢ፡ ነቲ ዝበረና ፖለቲካዊ ሓይሊ ብትሕዝቶ ናጻ ሃገር ደሪዕና ዝመከትናሉ ብምንባሩ እዩ።

### ሓድሽ መድረኽ ዕድላቱን ብድሆታቱን

ብመንጽር ዝሓለፈ መድረኻት ክንርእዮ እንከለና እምበኣር፡ እዚ ሕጂ እንኣትዎ ዘለና መድረኽ፡ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ተስፋ ኣብ ዘለወሉ፡ ተጻብኦታት ኣዝዩ ዝተዳኸመሉ፡ ሓጸርቲ ዲፕሎማሲያዊ ተጻሪሎ ኣብ ዝተፈንጠሰሉ፡ ልዕሊ ኩሉ ድማ ውሽጣዊ ዓቕምናን ትሕዝቶናን ኣብ ዝተመሓየሸሉ ኩነት ኢና ንኣትዎ ዘለና። እቲ ዝዓበየ ጸጋ ናይዚ ወለዶ'ዚ እምበር፡ ብተዛማዲ ኣብ ዝሓሸ ናይ ምርግጋእ መዋእል ህንጻት ሃገር ክሰላሰል ተኸፊቱሉ ዘሎ ዕድል እዩ።

### ኣብ ከምዚ ዓይነት ትሰፋው ሃዋህው፡ እዚ ዘሎ መንእሰይ ወለዶ ዝጸበዮ ዕማም እንታይ እዩ?

ኩሎም ዝሓለፉ ወለዶታት ኤርትራ፡ ዘካየድዎ ቃልሲ፡ ዕላማኡ፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት ህንጸት ሃገር ምስልሳል እዩ ነይሩ። ምህናጽ ብልጽግቲ፡ ክብረትን ፍትሕን ዝሰፈና ናጻን ልኡላዊትን ሃገር፡ ኣብ ውሑስ ሰላምን ሓድሕዳዊ ምትሕብባርን ዘለዎ ዞባ፡ ናይዚ ወለዶ'ዚ ዕማም ድማ ካብኡ ዝፍለ ኣይኮነን። እቲ ዝፈልዮ ኣብ ዝተፈልየን ዝሓሸን መድረኽ ተሰኪምዎ ዘሎ ሓላፍነት ምዃኑ እዩ።

ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያት እምበኣር፡ ነቲ ዘይክኣሎ መኸተ ዝሓለፉ ወለዶታት ፈጢርዎ ዘሎ ዕድላት፣ ብግቡእ

ክንጥቀመሉን ካብኡ ተበጊስና ተወሰኽቲ ዕድላት ክንፈጥርን ከስፍሕን መድረኻዊ ተልእኾና እዩ።

ኣብዚ ዕማምዚ ቀዳምነት ናይ ቀዳምነት ዝስርዖ ፍሉጥ እዩ። ሓያል ቁጠባዊ ዓቕሚ ምፍጣር። ብዘይ ሓያል ቁጠባ፡ ዕድላት ስራሕ ክንፈጥር፡ መነባብሮ ህዝብና ክነመሓይሽ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ከስፍሕን ከማዕብልን፡ ሃንቀውታ ህዝቢ ክንምልሽ ዝከኣል ኣይኮነን። ሰላምን ምርግጋእን ሃገራዊ ድሕነትን ኣብ ምውሓስ እውን፡ ኣብ ርእሲ ፖለቲካዊ ብቕዓት ተራ ቁጠባዊ ዓቕሚ ኣቃለልካ ዝርአ ኣይኮነን።

እዚ ርዱእ ኮይኑ፡ እቲ ቀንዲ ሕቶ "ቁጠባና ብኸመይ ነማዕብሎ?" ዝብል እዩ። ቁጠባ ማለት ኣፍራይነት፡ ብዓቕምን ዓይነትን እዩ። ኣፍራይነት ድማ ኣብ ዓይነት ሰብ፡ ምድራዊ ጸጋታትን ምሕደራን ይምርኮስ።

ካብ'ዞም ረቛሒታት እዚኣቶም ቀድሚ ኩሉ ዝስርዕ ሰብ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ሃገራዊ ብቕዓትና ክብ ኣቢልና ብዙሓ ጥራይ ዘይኮነ ብዓለም ደረጃ ተወዳዳሪቲ ክንከውን፡ ዓቕሚ ሰብና ብትምህርቲ፡ ብሞያ፡ ብባህሊ ስራሕ፡ ዲሲፕሊንን መሃዝነትን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክነብጽሖ ኣለና። እዚ መድረኽ'ዚ ክፈጥሮ ዝኽእል ዕድላት ኣመና ገዚፍ ስለዝኾነ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገር ናይ ዘለው ዜጋታትና ዓቕሚ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ኣብ ወጻኢ ናይ ዘለዉ ዜጋታትና ትምህርታዊን ሞያዊን ዓቕሚ ብዝበለጸ ውዳብ ንልምዓት ክነኽትቶ ክድልየና እዩ።

ድሕሪ ሰብ ዝመጽእ፡ ባህርያዊ ጸጋታት ኮይኑ፡ ባህርያዊ ጸጋታት ብኣድማዕነት ኣብ ልምዓት ሃገር ክውዕል ህላወ ምዕባሉ ትሕተ-ቅርጺ ወሳኒ እዩ። ብዘይ ብቑዕን ዘመናዊን ትሕተ-ቅርጺ ሓያል ቁጠባ ክህሉ ኣይክእልን እዩ። በዚ ምኽንያት ወደባት፡ ጽርግያታት፡ ሓዲዳት፡ መዕርፎ ነፈርቲ፡ ዝተማልአ ኣገልግሎታት ከም ቀረብ ጸዓት፡ ማይ፡ መራኸቢታት፡ ኣገልግሎታት ትምህርቲን ጥዕናን መንበርን መስርሕን ኣባይቲን ካልእ መሳለጥያታትን ኣዋዲድና፡ ባህርያዊ ጸጋታትና ብብቕዓት ክንጥቀመሉ፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ገዚፍ ወፍሪ ምፍሳስ ክሳተፍና እዩ። ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ መንግስቲ ቀዳምነት ሂቡ ክሰርሓሉ መዲቡ ዘሎ ድማ እዩ።

ማዕረ ማዕረኡ፡ እቲ ኣፍራዪ ክፋል ቁጠባ ከም ሕርሻ፡ ሃብቲ እንስሳ፡ ሃብቲ ዓሳ፡ ኣግሮ ኢንዱስትሪ፡ ከምኡ ድማ ምስናዕ ዝምድባ ኣቓልቦ ተገይሩሉ ክሰርሓሉ ዘለዎ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ምስናይ ኩሉ ተጸብኦታት፡ ኣብ ምዕቃብ ማይን ሓመድን ንኣሽቱ ዘለዋና ዝሰላሰልናዮ ስራሕ፡ ዘዋህለልናዮ ዓቕሚ ማሽነሪን ዘጥረናዮ ተሞክሮን፡ ነዚ ኣፍራዪ ጽላት'ዚ ንምዕባይ ጽቡቕ መበገሲ ፈጢሩልና ምህላዉ ቀሊል ጸጋ ኣይኮነን።

ነዚ ዝተጠቕሰ ዘቤታዊ ዕማማት እናሳለጥና፡ ዞባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ፈጢርዎ ዘሎ ምቹእ ባይታ ተጠቒምና፡ ምስ ጎረባብትናን ካልኦት መሻርኽትናን ሓባራዊ ፕሮጀክትታት ልምዓትን ዕብየትን ንምትግባር እውን ብንጥፈት ክንጸምደሉ ዘለና እዩ። ነዚ ብዝምልከት ድማ፡ ናይ ርሑቕን ቀረባን ወጥናትን መደባትን ተሓንጺጹ ኣብ ምብጋስ ይርከብ።

እዚ ዘሎ መንእሰይ ወለዶ ተፈጢሩሉ ዘሎ ዕድላት እምበኣር ብመንጽር ናይ ዝሓለፉ ወለዶታት ክርአ እንከሎ ኣዝዩ ገዚፍ እዩ። የግዳስ ኣብዚ መድረኽ'ዚ እውን እንተኾነ ተረርቲን ዝተሓላለኹን ብድሆታት ከምዘለዉ ክዝንጋዕ የብሉን። ሕጂ እውን ዞባውን ኣህጉራውን ኩነታት፡ ውድድርን ግጭትን ብዙሕ ምትሕልላኻትን ዘለዎ እዩ። ኣንጻርና ቀጺሉ ዝጸንሐ ተጻብኦታት እቲ ዝዓበየ ክፋሉ ተሳዒሩ ክበሃል ዝከኣል እኳ እንተኾነ፡ ተጻብኦ ዝበሃል የብልናን ኢልና ክንግዕዝ ኣይግባእን። ናጽን ልኡላዊትን ሓያልን ኤርትራ ክርእዩ ዘይደልዩ ናይ ቀረባን ርሑቕን ሓይልታት ከህልዉ ከምዝኽእሉ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብዚ ተፈጢሩ ዘሎ ዕድላት፡ ሃገራዊ ረብሓና ብምቕዳም ብጥንቁቕ መገዲ ክንዋሳእ የድልየና።

መንእሰይ ወለዶ ኑቲ ዘሎ ብድሆታት ብብቕዓት ሰጊሩ፡ ኑቲ ዘሎ ዕድላት ኣብ ረብሓኡ ረብሓ ሃገሩን ከውዕሎ እምበኣር፡ ምሕያል ኣእምሮኣዊ፡ ኣካላዊን ሞያዊን ቅሩብነት ከምዝሓትቶ ፍሉጥ እዩ። ኣብ ርእሲኡ፡ ኣድማዒ ምሕደራ ወሳኒ እዩ። ስለዚ ምሕያል ውዳበን ብቑዕ ምሕደራን ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ልዑል ትኹረት ተዋሂብዎ ክሰርሓሉ ዘለዎ እዩ። እዚ ድማ ናትና፡ ናይቶም ቡብሞያና ኣብ ኩሉ ጽላታት ተዋፊርና እንሰርሕ ዘለና መንእሰያት ዝዓበየ ሓላፍነት እዩ።





# ረብሓና ፡ ኣብ ዞባዊ ሰላምን ሽርክነትን

መንእሰያት ኤርትራ፥ ዞባና፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ናብ ሓድሽን ፍሉይን መዋእል ኣብ ዝሰጋገረሉ ቀለቤት ናይ ታሪኽ ንርከብ ኣለና። እዚ ሓድሽ መድረኽ’ዚ፡ ምስናይ ኣብ ውሽጡ ዘሎ ብቓልሰን ስራሕን ክስገር ዝግብኦ ሓያሎ ብድሆታት፡ ኣመና ገዚፍ ዕድላት ዓቑሩልና ከምዘሎ ምርዳእ ኣይጸግምን። ብኸመይ?

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ቀጥታዊ መግዛእቲ ድሕሪ ምብቅዐ፥ ዞባና ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ዝሓለፈ 80 ዓመታት፡ ኣብ ትሕቲ ዘየዕርፍ ኩናትን ግጭታትን፡ ኣብ ዝቖቕቲ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ቅልውላዋት ተሸሚሙ ስለዝሓለፎ፡ ሰለስተ ወለዶታት ኤርትራ፥ (ወለዶ 40-50ታት፡ ወለዶ ገድሊ፡ ወለዶ ድሕሪ ናጽነት) ከቢድ እዋን ከሕልፉ ተገዲዶም እዮም። ነዚ ኩነት’ዚ ንምቕያር ድማ፡ ብዙሕ መስዋእቲ ከፊሎም፡ ብልዑል ጽንዓትን ተጻዋርነትን፡ ሃገራዊ ናጽነት ኣረጋጊጾም፡ ልኡላውነት ኣውሒሶም። ይኹን’ምበር፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት እውን እንተኾነ፡ ህዝቢ ኤርትራ፥ ልቡ ኣውዲቑ፡ ቡቲ ዝድለ ፍጥነት ሃገራዊ ህንጻት ከየሰላስል፡ እቲ ዝጸንሐ ዞባዊ ኩነታት፡ ዓቢ ዕንቅፋት ኮይኑዎ ጸኒሑ እዩ።

ኣብ’ዚ ነዊሕን ጽንኩርን መዋእል፡ ህዝቢ ኤርትራ፥ ምስ’ቲ ዝገጠሞ ልኡላውነቱ ኩሓክኽ ዘንቀደ ከቢድ ተጻብኦ፡ ህላወኡ ንምርግጋጽ ዝያዳ ካልኦት ዋጋ ከፊሉ ክንብል ንኽእል እኳ እንተኾንና፡ እቲ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝጸንሐ ዓለማዊ ኣጀንዳታት ዝሓንከሮ ዝሩግ ኩነት፡ ብሓፈሻ ንኹሎም ህዙባታት ዞባና ብዙሕ ዕድላት ኣኽሲርዎም እዩ።

ሱር ናይ’ዚ ዕድል ወለዶታት ዘኽሰረ ጸገማት፡ ብቐንዱ ግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን እዩ ነይሩ። እዚ ግሎባዊ ስትራተጂ’ዚ፡ ኣብ 50ታት፡ “ልኡላውነት ኤርትራ ንረብሓና ኣይኮነን” ብዝብል ዕያር፡ ናጽነት ኤርትራውያን ብምግሃሱ፥ ነዊሕ ኩናትን ዕንወትን ኣኸቲሉ እዩ። ኣብ’ዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት እውን እቲ ስትራተጂ ኣይተቐየረን። ኩሉ’ቲ ኣብ ልዕሊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ዝተፈጸመ ወተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ዲፕሎማሲያውን መጥቃዕቲታት፡ ናይ’ዚ ስትራተጂ’ዚ መቐጸልታ እዩ ነይሩ። ማህሰይቱ፡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ዞባዊ ርግኣትን ዕብየትን እውን ቀሊል ኣይነበረን።

እዚ ንዓሰርተታት ዓመታት ንህዙባታት ዞባና ዓምጢሩ ሒዝዎም ዝጸንሐ ጂኦ-ፖለቲካዊ ኩነታት፡ ብብዙሕ ረቛሒታትን ዓለማዊ ምዕባለታትን እናተዳኸመ ክመጽእ ድሕሪ ምጽናሕ ብፍሽለት ስለዝተደምደመ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ናብ ካልእ ዝተፈልየ መድረኽ ንሰጋገር ኣሎና። ካብቲ ዝተሓለፈ መሪር ተሞኩሮ ዝተቐሰመ ትምህርቲ ኸኣ፡ ንንቕሓት ህዙባታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ብመጠኑ ኣበሪኽዎ ከምዘሎ ንምግማቱ ኣየጸግምን።

ድሕሪ’ዚ ኩሉ መሪር ተሞኩሮ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ኣዝዩ እወንታዊ ስጉምቲ ንምዕባለን ዕብየትን ዞባና ዝርኣየሉ ሓድሽ ምዕራፍ ኣብ ታሪኽ ህዙባታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ክኸውን ዝኽእል እዩ። በዚ ፈሊምዎ ዘሎ ትልሚ እንተቐጺሉ፥ ሓቑፍዎ ዘሎ ዕድላት ኣመና ገዚፍ እዩ። ይኹን’ምበር ሕጂ እውን እቲ ዘሎ ምዕባለታት ዘይተዋሕጠሎም፡ ናይ ርሑቕን ቀረባን ሓይልታት ክህልዉ ባህርያዊ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብዚ ዞባ ተኸሲቱ ዘሎ ባና ትሰፉውን ብሩህን መጻኢ ዝያዳ ንምድማቕ ኣበርቲዕካ ምስራሕ፡ መድረኻዊ ሓላፍነት፡ ኣብ ኩለን ሃገራት ዞባና ናይ ዝርከቡ መንእሰያት እዩ። ኣብ ዝኾነ መድረኽ እቲ መሪሕ ግደ ናይ መንእሰይ ስለዝኾነ።

ኣቡቲ ህዝቢ ኤርትራ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘካይደሉ ዝነበረ እዋን፡ ህ.ግ.፡ ነባሪ ፍታሕ ንጉዳይ ኤርትራን ኢትዮጵያን ጥራይ ዘይኮነ ንመላእ ህዙባታት ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ብቐንዱ ምርግጋጽ ዞባዊ ሰላምን ሽርክነትን ምዃኑ ልዑል እምነት ነይሩዎ። ነዚ ሓሳብ’ዚ ንምዕዋት እውን፡ ምስ ናይ ካልኦት ህዙባታት ዞባና ተቓለስቲ ሓይልታት ብምትሕብባር መስዋእቲ ከፊሉ እዩ። ቡቲ ዝጸንሐ ሓንካሪ ዓለማዊ ኣጀንዳታት ግን እቲ ባህጊ ኣይሰመረን። እዚ ሕጂ ተቐልቂሉ ዘሎ ምዕባለታት ግዳ፡ ንቅንዕናት ኣመለኻኽታ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ኣብ ዞባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ዝያዳ ከምዝደምቐ ገይሩዎ ኣሎ ክንብል ንኽእል።

ኣብ ህንጻትን ልምዓትን ሃገር ዘለና ራእይን ባህግን ክሰምር፡ እቲ መሰረታዊ ረቛሒ ውሽጣዊ ስራሕን ብቕዓትን እኳ እንተኾነ፡ ኣብ ርእሲ ዘቤታዊ ብቕዓትና፡ ብዙሓ ደረጃ እውን ውሑስ ሰላምን ሽርክነትን ግድን የድልየና እዩ። ከመይ’ሲ ኣብ ዘይርጉእን ዘይሰልጠንን

ከባቢ፡ በይንኻ ክትምዕብል ኣይክኣልን እኳ እንተዘይተባህለ፡ ብድሆታቱ ብዙሕ እዩ። እቲ ጉዕዞ እውን ውሑስን ስሉጥን ክኸውን ኣይክእልን።

እዚ ሕጂ ብመራሕቲ ሃገራት ዞባና ተወሲዱ ዘሎ ተበግሶን ዝጀማምር ዘሎ ሓባራዊ መደባት ዕብየትን፡ ምትሕብባርን ሸርክነትን እምበኣር፡ ምስ መርገጺናን ባህግናን ዝሳነ፡ ኣዝዩ ተስፋ ዝህብ ኣንቀዶ እዩ። ኤርትራን ኢትዮጵያን ብ9 ሓምለ 2018፡ ሓባራዊ ኣዋጅ ሰላምን ምሕዝነትን ኣብ ዝኸተማ ክሳብ ሕጂ ዘሎ ምዕባለታት ከኣ ዘተባብዕ እዩ። ድልዱል መሰረት ኣንጺፉ ንክህነጽ ግዳ፡ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ምሕብሓቡን ከጋጥም ዝኽእል ዕንቅፋታት ብሓባራዊ ምትሕግጋዝን ምድግጋፍን ምእላዩን ይጠልብ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ኩለን ሃገራት ዞባና ኣቐዲሞም ኣብ ዝጸንሑ ስርዓታት ዝተወርሱ ጸገማት ኣለዉ። ኣብ ኢትዮጵያ ንኣብነት ገና ብዙሕ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ጸጥታዊን ግድላት ከምዘሎ ኣብ ዝኾነ ተዓዛቢ ዝተኸወለ ኣይኮነን። ኩሉ'ዚ ብድሆታት'ዚ ግን ብዓቕልን ትዕግስትን ምትሕብባርን ምስጋሩ ዘይክኣል ኣይኮነን።

ከምቲ ደጋጊምና እንገልጾ፡ ሰላምን ርግኣትን ጎረባብትና ንረብሓና እዩ። ኣብ ኮነት ዕግርግርን ሕንፍሽፍሽን ዝረብሕ ስለዘየለ። በዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ድማ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ይኹን ኣብ ካልኦት ጎረባብትና ሃገራት ምሉእ ሰላም ሰፊኑ፡ ንኹሉ መዳያዊ ምትሕብባርን ሓባራዊ ዕብየትን ዝድርኽ ውሑስ ባይታ




ንምፍጣር፡ ምስቶም ኣብ ኣረኣእያናን ባህግናን ዝሰምሩ ሓይልታት ብምትሕግጋዝ፡ ኣበርቲዕና ክንሰርሓሉን ክንደጋገፈሉን ዘለና መድረኻዊ ዕማም እዩ።

እዚ ዘሎ ናይ ሰላምን ሸርክነትን ተበግሶ፡ ኣብ ኤርትራን ኢትዮጵያን ተሓጺሩ ዝተርፍ ዘይኮነ፡ ናብ ካልኦት ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ እውን ክሰፍሕ ዘለዎ እዩ። ይስርሓሉ ድማ ኣሎ። ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ወጻኢ፡ ብቐረባ ንሃገራት ወሽመጥ ዓረብን ቀይሕ ባሕርን ዘጠቓልል ክኸውን የድሊ። ምኽንያቱ ሸርክነት እናሰፍሐ፡ መሻርኽቲ እናበዝሐ ብዝኸዱ መጠን፡ ሓይልን ኣድማዕነትን ናይዚ ዞባ እናዓንተረ እዩ ዝኸይድ። ቁጠባዊን ጸጥታዊን ረብሓታቱን ዓለማዊ ጽልዋኡ ከኣ ብቐሊል ዝግመት ኣይኮነን።

ዞባዊ ሰላምን ሸርክነትን ብዝተገዳስነት ክንሰርሓሉ ዘለና፡ ብቐንዱ ኣብ ሃገራዊ ረብሓና ብምብጋስ እዩ። ምስቲ ኣብዚ እዋን'ዚ ዘሎ ጽልግልግ ኩነታት፡ ብጸቢብ ኣመለኻኽታ ብዛዕባ ካልኦት እንታይ ገደሰና ዝብል ኣረኣእያ ኣይሰኣንን ይኸውን። ዕብየት ሃገራዊ ገስጋስናን ረብሓናን ግን፡ ኣብ ርእሲ ባዕላዊ ጻዕሪ፡ ብዞባዊ ሰላምን ርግኣትን እውን ዝጽሎ እዩ።

ራእይና ሰላምን ፍትሒን ዝሰፈና ሃገር ልምዓትን ቀጻሊ ዕብየትን ምህናጽ እዩ። ኣብ ዞባና ባህላዊን ቁጠባዊን ምትእስሳር ዜደልድል፡ ሕውነት፡ ማዕርነትን ምትሕብባርን ዜማዕብል፡ ሓባራዊ ቁጠባዊ ምዕባለን ሸርክነትን ዜደንፍዕ ባይታ ክህሉ ድማ፡ ሃገራዊ ራእይና ክሰምር ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። እቲ ከም ኣካል ዓለማዊ ስትራተጂ፡ ኣብ ልዕለና ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎ ንምስግዳድ ክካየድ ዝጸንሐ ጻዕርታት፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ሃደሽደሽ ስለዝበለ፡ ምስ ሃገራት ዞባና ጥራይ ዘይኮነ፡ ስፍሓት ዝምድናና ደረት ክህልዎ ኣይግባእን። ምስ ካልኦት ናይ ርሑቕን ቀረባን ሃገራት፡ ከም ሃገራት ርሑቕ እስያ፡ ሩስያ፡ ኤውሮጳን ኣመሪካን እውን፡ ኣብ ሓባራዊ ረብሓ ዝተመርኮሰ ዝምድናታት ንምምዕባልን ንምድልዳልን ብበይናዊን ዞባዊን ተበግሶታት ኣበርቲዕና ክንሰርሓሉ ዝግባእ እዩ።

# ክፉት ዘተ

# ዕድላት ቁጠባ ሃገራዊ ልምዓት
## ኣብ ሓድሽ መድረኽ

ሃማመተኤ ሓባራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበብን እናበራረየ ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣስመራ ኣብ ጁንየር ኣዳራሽ ዳዕሮ ከቕርብ ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ'ዚ ቁጽሪ ዓማዊሉ ካብ ዕለት ናብ ዕለት እናሰሰነ ዝኸይድ ዘሎ ኣጋጣሚ፡ ዝሓለፈ 7 መጋቢት፡ *"ዕድላት ቁጠባ ሃገራዊ ልምዓት ኣብ ሓድሽ መድረኽ"* ኣብ ዝብል ኣርእስቲ፡ ብፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳነ፡ ዶ/ር መልኣከ ተወልደን ኣቶ ሳምሶም ብርሃነን ዉዕዉዕ መደብ ሓባራዊ ዘተ ተኻይዱ ነይሩ። ጽማቕ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ዘተ ስዒቡ ቀሪቡ ኣሎ።



ጴጥሮስ መንግስ (መራሕ መደብ)

ቀንዲ ዕላማ ዘተ ሎሚ ምሸት፡ መረዳእታ ህዝቢ ብፍላይ ድማ መንእሰያት ብዛዕባ ዕድላትን ጸገማትን ልምዓት ሃገር ኣብ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ምዕባይ'ዩ። ኣብ'ዚ መደብ ዝርዝራዊ ብዘይኮነ መንገዲ፡ ሓፈሻዊ መረዳእታን ዳህሳስን ክቐርብ'ዩ። እዚ ሎሚ እነካይዶ ዘተ ክልተ ክፉል ዘለዎ ኮይኑ፡ ብቐዳምነት ዕዱማትና ናቶም መግለጺ ምስ ኣቕረቡ፡ መድረኽ ንሕቶን ርእይቶን ተሳተፍቲ ክኽፈት'ዩ። እዚ ሎሚ እነካይዶ ካብ'ቶም ንቑጠባን ልምዓትን ብዝምልከት ክቐርቡ ተሰሪዖም ዘለዉ መደባት ሓደ'ዩ። ኣብ ቀጻሊ ድማ እናዓሞቑ ክኸዱ'ዮም።

ዕዱማትና ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳን ኣማኻሪ ቁጠባ ኣብ ሚኒስትሪ ሃገራዊ ልምዓት፡ ዶክቶር መልኣከ ተወልደ (ተሓጋጋዚ ፕሮፌሰር) ካብ ኮሌጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን፡ ኣቶ ሳምሶም ብርሃነ ዝያዳ ኣብ ኣህጉራዊ ምትሕግጋዝ ዘተኮረ ካብ ሚኒስትሪ ሃገራዊ ልምዓትን'ዮም።

ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳን ብዛዕባ ተፈጢሩ ዘሎ ሓፈሻዊ ዕድላት ቀጠባዊ ልምዓት ክቕርበልና'ዩ፡ ንሱ ተኺቲሉ ዶክቶር መልኣከ ብዛዕባ ዕድላት ኢንዱስትሪ ምስ ኣቕረበ፡ ኣቶ ሳምሶም ብርሃ ንተራ ተፈጢሩ ዘሎ ዞባውን ኣህጉራውን ሽርክነት ኣብ ልምዓት ክድህስስ'ዩ።

## ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳነ

ኣቐንጸለይ፡፡ ቅድሚ ሎሚ ኣብ'ዚ ብሃ.ማ.መ.ተ.ኤ. ዝዳሎ መድረኽ ብኻልእ ኣርእስትታት ተራኺብና ኣሎና፡፡ ሎሚ ግን ኣብ'ዚ ዞባና፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ሰላም ኣብ ዝተኸስተሉን ዓብዪ ዓይነታዊ ለውጢ ኣብ ዝመጸሉን እዋን ንዛረብ ምህላውና ፍሉይነት ኣለዎ፡፡ በዚ ተረኺቡ ዘሎ ዓወት ድማ ኩላትና - ህዝብናን መሪሕነትናን - እተዓወትናሉ መድረኽ ስለ ዝኾነ ብወገነይ የሃና እብል፡፡

ጴጥሮስ ከም ዝበሎ፡ ሎሚ ናብ ኣሃዝ ወሪድና ኣብ ቀጠባ ክንድ'ዚ ዕብየት ተገይሩ ወይ ክንድ'ዚ ዕብየት ክግበር'ዩ፡ ኢልና እንዛተየሉ ግዜ ኣይኮነን፡፡ ሓፈሻዊ ብዘዕባ ዕድላትናን ብድሆታትናን ተዘራሪብና፡ ሓደ ዓይነት መንፈስ ሒዝና ክንከይድ ንኽእል ኢና፡፡ ብፍላይ ንመንእሰይ ብዝምልከት ኣበይ ኔርና፡ ናበይ ንኸይድ ኣለና፡ እንታይ ዕድላት ኣለዉና፡ ክውንነትን ዘሎ ትጽቢትን ወዘተ. ኢልና ክንዘራረብ ኢና፡፡

ኣብ'ቲ 30 ዓመታት ምእንቲ ናጽነት ዝተኻየደ ቃልሲ፡ ኣብ ቀጠባና ዝወረደ ዕንወት ዓብዪ`ዩ፡፡ ኣብ መወዳእታ ግና ናጽነት ጨቢጥና፡ ካብ 1992 ክሳብ 2000 ኣብ ዳግመ-ሕውየትን ልምዓትን ዓብዪ ጻዕሪ ተገይሩን ገዚፍ ዓወት ድማ ተመዝጊቡ'ዩ፡፡ እዚ መሰርሕ ውዱእ ኣይኮነን፡ ማዕሪ መደብና`ውን ኣይኸደን`ምበር ብኣህጉራዊ ማክሮ-ኢኮኖሚያዊ መዐቀኒታት እወታዊ ገስጋስ ተራእዩ`ዩ፡፡ ክሳብ ምጅማር ወራር ወያነ ኣብ 1998 ቀጠባና ካብ 6% ክሳብ 8% ኣብ ዓመት ይዓቢ ነይሩ፡ ዝቐባበ ዋጋታት ወሰን ኔሩ፡ ብልቓሕን ዕዳን ብዙሕ ኣይተጸገምናን፡፡ ካብ 1998 ጀሚርና ክሳብ ሕጂ ግና ዕንቅፋታትን ብድሆታትን በዚሑና`ዩ ጸኒሑ፡፡ ቀዳማይ፡ ወራርን ምስኡ ዝተተሓሓዘ ሃዋህው ኣይሰላም ኣይኩናት (No Peace, No War) ዝበልዎ ነገርን፡ ብዙሕ ዓንቂፉና'ዩ፡፡ ካልኣይ፡ ብፍላይ ካብ 2009 ጀሚርኑ ዘይፍትሓውን ዘይግቡእን እገዳ ተገይሩልና ጸኒሑ፡፡ እገዳ ማእሊያ ዘይብሉ ሽግራት ፈጢሩልና'ዩ፡፡ ብተወሳኺ ተጻባእትና ምስሊ ሃገርና ክድውኑ`ዮም ጸኒሖም፡፡ እዚ ኣብ ኩሉ መዳይ - ኣብ ቱሪዝም፡ ንግድ፡ ወፍሪን ፊናንሳዊ ረቛሒታትን ወዘተ - ኣሉታዊ ጽልዋ ጸኒሕዎ`ዩ፡፡



*ፕሮፌ. ኣብርሃም ኪዳነ*

እንተኾነ፡ ኣብ ብዙሕ መዳይ`ውን ተዓዊትና ኢና፡፡ እገዳን ሃዋህው ኩናትን ኣብ ቦታኡ ከሎ፡ እዛ ሃገር ጠጠው ኣይበለትን፡፡ ብፍላይ ኣብ ትሕተ ቅርጺ፡ መጓዓዝያ፡ ቀረብ ማይ፡ ኤለክትሪሲቲ ካልእን ሰጒምና ኢና፡፡ እዚ ተገይሩ ዘሎ፡ ዓወት ድማ፡ ንመጻኢ ኣገዳሲ'ዩ፡፡ ምኽንያቱ፡ ብዘይ እዚ ዓይነት ትሕተ ቅርጺ ብሕታዊ ኮነ መንግስታዊ ስራሕ ክሳለጥ ኣይክእልን'ዩ (ቅድመ-ኩነት`ዩ)፡፡ ካልእ ኣገዳሲ ነጥቢ ኸኣ ውሕስነት መግቢ'ዩ፡፡ ኣብዚ ኣመዝጊብናዮ ዘለና ገስጋስ`ውን ቀሊል ኣይኮነን፡፡ ዓሚ፡ ቅድሚ ዓሚ ኣብ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ኢትዮጵያን (ብኽፋል እንተኾነ)፡ ሶማልያ፡ ኣብ ኬንያ`ውን ከይተረፈ ድርቂን ሕጽረት መግብን ክመጽእ ተባሂሉ ብዙሓት ኣህጉራውያን ትካላት፡ ክተሓባበራን ክተሓጋገዛን ተበጊሰን ነይረን'የን፡፡ ኤርትራ ግና ኣይተጠቕሰትን፡፡ ናይዚ ምኽንያት ኣበርክቶ ናይቲ ውሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ዝተገበረ ጻዕሪ ስለ ዝተዓወተ እዩ፡፡

ኣብ ትምህርትን ጥዕናን ዝተኻየደ ገስጋስ`ውን ዓብዪ እዩ፡፡ ሃገርና ሓንቲ ካብተን ውሑዳት ኣብ ምዕዋት ሸቶታት ልምዓት ሚለንዩም (MDG) ብኣበርክቶ ዝጥቀሳ ኮይና፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ጥዕና ኣዴታትን ህጻናትን ኮነታት ምግልጋልን ዓብዪ ለውጢ መጺኡ ኣሎ፡፡ ኣብ ምቁጽጻር ሕማም ዓሶ፡ ዓባይ ሰዓል፡ ኤች.ኣይ.ቪ. ኤይድስን`ውን ዓብዪ ዓወት ተመዝጊቡ ኣሎ፡፡ ገስጋስ ኤርትራ ከም ኣብነት ክግለጽ ኣለዎ ተባሂሉ'ስ ኣብ 2016 ኤርትራ ኣብ ጎኒ ዓመታዊ ኣኼባ ው.ሕ.ሃ. ተሞኩሮኣ ኣካፊላ ነይራ፡፡ ብሓፈሻ እዚ ኣብ መዳይ ጥዕና፡ ትምህርቲን ኣገልግሎት ማይን ተገይሩ ዘሎ ገስጋስ ንመጻኢ መበገስን ዓብዪ ተስፋን`ዩ፡፡ ዛጊት ዝዓመምናዮ ዕማም ብናይ ደገ ካሕሳን ሓገዝን ኣይኮነን፡ እንታይ ድኣ ብገዛእ ጻዕርናን ዓቕምናን`ዩ፡፡ ፍሉይ ዝገበሮ ድማ ኣብ ቅድሚ ገዚፍ ብድሆ ጸላእትና ዝጨበጥናዮ`ዩ፡፡

ሎሚ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ተሓሪምና ዝነበረ ቁጠባዊ ዕብየት ኣብ ምድራኽ ከም ኣገዳሲ ባእታ - ከም ዓቕሚ ሰብ፡ ተክኖሎጂ፡ ማልን ባህርያዊ ጸጋን - ክኣቱ ዝግብኦ ሰላም ረኺብና ኣለና፡፡ ሰላም ዓብዪ ጸጋ'ዩ፡፡ ውሽጣዊ ሰላምን ርግኣትን ኣብ ሃገርና ስለ ዘጸንሓና ነዚ ቀዲምና

> **"ዛጊት ወርቂ፡ ብሩር፡ ንሓስ ክንዕደን ጸኒሕና ኢና። ሕጂ ድማ ንኽልተ ሚእቲ ዓመት ክኸይድ ዝኽእል ፖታሽ ንምዕዳን ንቀራረብ ኣለና።"**
>
> ፕሮፌ. ኣብርሃም ኪዳነ

ዝጠቐሰናዮም ገሲጋሳት ክንገናጸፍ ክኢልና ኢና። እንተዀነ ዚያዳኡ ኪይንሰርሕ ዝገትእ ሃዋሁው ኩናት ኣብ ጎረቤትና ጸኒሑና`ዩ። ብዓደ ሓቂ ክንዛረብ እንተድኣ ኮይንና፡ ኣብ ዞባና ብዘይካ ኤርትራ ምሉእ ሰላምን ቅሳነትን ዘለዋ ሃገር የላን። ኣብ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን ካልኦትን ከምዚ ናትና ሰላምን ቅሳነት የለን።

ምናልባት ንልምዓት ኣገደስቲ ረቛሕቲ ክበሃል እንከሎ፡ ማል ኮነ ጥረ-ነገር ንጠቅስ ኢና። ሎሚ ብተሞኩሮና እንተረኣናዮ ግን “ሰላም” ቀዳመይቲ ረቛሒት`ያ። ብዘይ ሰላም ሕርሻ የለን፡ ኢንዳስትሪ የለን፡ ዝኾነ ዓይነት ንጥፈት`ውን ውጽኢት ክህልዎ ኣይክእልን'ዩ። ስለዚ እዛ መጺኣ ዘላ ሰላም ዓባይ ጸጋና እያ። ዘቤታዊ ኮነ ዓለማዊ (ኢንተርናሽናል) ቱሪዝም ክንጉብር ዓበዩ ዕድል ኣለና። ኣብ ሕርሻ፡ ጸዓትን ዕደናን ዕድል ይኸፈት ኣሎ። ዓበዩ ዕቑር መዓድናት ኣብ ዘሎዎ ጅኦግራፍያዊ ኣቀማምጣ ኢና ዘለና። ዛጊት ወርቂ፡ ብሩር፡ ንሓስ ክንዕድን ጸኒሕና ኢና። ሕጂ ድማ ኣሰታት ንኽልተ ሚእቲ ዓመት ክኸይድ ዝኽእል ፖታሽ ንምዕዳን ንቀራረብ ኣለና። ሃብቲ ባሕርና ገና ክንድህስሶን ረቡሓ ክነኻዕብተሉን ኢና። ኣብ ዘለና ባህርያዊ ጽሓይን ንፋስን`ኳ ጽዓት ኣመንጪና ኢንዳስትሪ ክንድርኽ ዓበዩ ተኽእሎ`ዩ ዘለና። ነዚ ኩሉ ንምግባር ኣገዳሲን ቀንዲን ዓቕሚ ጸጋ ሰብ`ዩ። ህዝብና ንፋዕ፡ ቀራጽ፡ ኣብ ኑብሱ ዝኣምን ህዝቢ ስለ ዝኾነ ድማ መጻኢ ብሩህ`ዩ።

መጻኢ ብድሆታትክ እንታይ'የን እንተበልና፡ ብወገነይ ምርግጋጽ ዞባዊ ሰላምን ርግኣትን እዩ። ኤርትራ ንበይና ሓንቲ ደሴት ኴይና ሰላምን ርግኣትን እንተሃለዋ እኹል ኣይኮነን። እዚን ሕጂ ምሳና ክሰርሓ ተበጊሰን ዘለዋ ጎረባብትና ውሽጣዊ ሰላም ከረጋግጻ እንተዘይክኢለን ቅሉውላወን ክጸልወና ይኽእል`ዩ። ስለዚ ዞባዊ ሰላምን ርግኣትን ኣገደስቲ'የን። እዚ ተበጊሱ ዘሎ ጽምዶታት ክሕይል ድማ ከድልየና እዩ።

ድሕሪ`ዚ ነዚ ተፈጢሩ ዘሎ ዕድላት ናብ ረቡሓ ንምውዓል ተራ መንእሰይ እንታይ'ዩ ኢና ክንብል። ተፈጢሩ ዘሎ ሰላም ንኹላትና ብፍላይ ከኣ ንመንእሰይ ኣገዳሲ`ዩ። ኣብ ድፋዕ ኣትዩ ንሃገሩ ዝከላኸል፡ ዝምክት፡ ዝጓየ፡ ዝሃንጽ መንእሰይ`ዩ። መንእሰይና ቀዲሙ ኣገደስቲ ቅድመ-ኩነት ቁጠባዊ ልምዓት ማለት፡ ትሕተ-ቅርጺ፡ መጓዓዝያ፡ ኤለክትሪሲቲ፡ ቀረብ ማይ ኣንጺፉ`ዩ። ሕጂ ድማ ሰላም ተኸሲታ ኣላ። እዚ ማለት መንእሰይ ስራሑ መጻኢኡ በርሃው ዘብለሉን ዝሓሸ መዋእል ዝፈጥረሉን ግዜ መጺኡሉ`ሎ። ዜርና ብዙሕ ዝረኣና ስለ ዘለና፡ ኩብሪ፡ ቅሳነትን፡ ሰላምን ረኺብካ ክትሕንሰሉ እትኽእል ዓይነታዊ መካብበሮ ክርከበሉ ዝኽእል ኣብ ሃገርካ ጥራይ`ዩ። መንእሰይ ነዚ ተረዲኡ መጺኡ ንዘሎ ዕድል ክጥቀመሉን፡ ከም ቀደሙ ብጽንዓት ሃገሩ ክሃንጽን ይግባእ። ንድሕሪት ተመሊስና እንተርኢናዮ፡ ኤርትራ ዝወሰደቶ ፖለቲካውን ዲፕሎማስያዊን ስጉምቲ ቅኑዕ ከም ዝነበረ እዚ መድረኽ ኣርእዩና`ዩ። እዚ ድማ ብጽንዓትና ዝመጸ`ዩ። ሎሚ ጎረባብትና እዚ ስለ ዝተረድኦም`ዮም ናብ ሃገርና እናተመላለሱ ክሻረኹን ተሞኩሮ ክቐስሙን ዝጓየዩ ዘለዉ። ዝሓለፈ ክሳራታትና ክንድነብስ እንተኼንና እምበኣር ዚያዳ ክንጽዕር፡ ክንሰርሕ ኣለና። መንእሰይ ነዚ ኣሚኑ ክቕረብ ኣለዎ በሃላይ'የ። ጽን ኢልኩም ስለ ዝሰማዕኩምኒ ኣቐንጸለይ!

ጴጥሮስ መንግስ

የቐንጸልና ፕሮፌሰር። ኣብዚ ቀጺልና ንዶ/ር መልኣከ ተወልደ ዕድል ክንህብ ኢና። ተኽእሎ ምዕባለ ኢንዳስትሪ ኣብ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ብሓጺሩ ኩበርሃልና'ዩ።


ዶ/ር መልኣከ ተወልደ

## ዶ/ር መልኣከ ተወልደ፦

ኣቐንጸለይ - ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኩሉ ዳህሲሱዎ'ዩ። ብዙሕ ዝውሰኸሉ'ኳ እንተዘይብለይ፡ ገለ ነጥብታት ንምልዓል ክፍትን`የ። ድሕሪ ናጽነት መንግስትን ህዝብን ኤርትራ ብቖራጽነት ዝሰርሑሉ ምህናጽ ዘመናዊ ቁጠባ`ዩ። ከም ውጽኢቱ ክሳብ 1998 ኢንዳስትሪ ክበራበር፡ ስራሕ ክፍጠር ቁጠባ ድማ ክዕበዩ ተራእዩ'ዩ። ድሕሪ`ቲ ኣብ 1998 ምስ ኢትዮጵያ ዘጋጠመ ነገር ግን ቀጠባና ብኣሉታ ክጽሎ ባህሪያዊ እዩ ነይሩ። እዚ ኣብ 2018 ናይ ሰላም ሃዋሁው ምስ ተራእየ እዚ ሓድሽ መድረኽ ንኤርትራ፡ ብፍላይ ንመንእሰይ ኤርትራ ዝህቦ ዕድል፡ ዓበዩ ምዃኑ፡ ንኹሉ ብሩህ ይመስለ።

ዘመናዊ ኢንዳስትሪ ኣብ ግዜ መግዛእቲ ኢጣልያ ጀሚሩ ክሳብ ሕጂ ሰረት ኣለዎ። እንኣትዎ ዘለና መድረኽ ናይ ሰላም፡ ዞባዊ

“ብዞባውን ኣህጉራውን ምትሕግጋዝ ሰላም ክትዕቀብ፣ ልምዓት ክትፈጥር፣ መነባብሮ ናይ ህዝቢ ናብ ዝሓሸ መኣዝን ክትመርሐ ትኽእል ኢኻ።”
ዶ/ር መልካከ ተወልደ

ምትሕብባርን፡ ተኽእሎ ዓብዩ ዕዳጋን ስለዘሎ፡ ኢንዳስትሪና ብዓይነቱን ዓቐኑን ክዓቢ ተኽእሎ ኣለዎ። ኣብ ነዊሕ ግዜ ዝጸንሐ ተክኢካዊ መሰረት ወይ ዓቕሚ ኣለና። ብብዓይነተን ኢንዳስትሪ ማለት፡ ናይ ጨርቂ፡ መስተ፡ መግቢ፡ ቀርበት፡ ምዕሻግን ካልእን ክምዕብላ ተኽእሎ ኣሎ። ነዊሕ ሰረት ዘለዎም ምስ ማዕድን ዝሰረቱ ኢንዳስትሪ፡ ምስ ጸጋታት ባሕሪ ከም ናይ ጨውን ዓሳን፡ ናይ ኢደ-ጥበብ`ውን ኣለዉ። ምስ ኢንዳስትሪ ኣገልግሎታት (ሰርቪስ) ብፍላይ ከኣ ቱሪዝም ዘሎ ባህልን ተሞኩሮን ንመጸኢ ዓብዩ ተስፋ ዘለዎ`ዩ። ሕርሻ ንርእሱ ከም ኢንዳስትሪ'ዩ ዝውሰድ። ንኣብነት፡ መፍረ እንስሳ (ሲጋን ውጽኢት ሲጋ፡ ጸባን ውጽኢት ጸባ፡ መዓርን ካልእን)፡ መፍረ ኣሕምልትን ፍረታትን ብዘመናዊ ኣገባብ ክትከሉ ከለዉ ሸቐለት ዝፈጥሩ'የም።

እቲ ሃዋህው ናብ ሰላምን ቅሱን ህሞትን ይመጽእ ስለዘሎ፡ ዞባዊ ዕዳጋ'ውን ይኽፈት ስለዘሎ፡ ኢንዳስትሪን ናይ ምፍራይ ዓቕሚን ክዓብዩ'ዩ። ነዚ ንምትግባር ሓደ መሰረታዊ ዓያይ (ሽቃላይ) ዓቕሚ ሰብ ከድሊ'ዩ። እዚ ብቐንዱ ንመንእሰያትና ዓብዩ ናይ ስራሕ ዕድል ክኸፍት'ዩ። እዚ ኩሉ ዕቑር ዓቕሚ ናይ ኢንዳስትሪ ክበራበር እንከሎ፡ ናይ ስራሕ ዕድል'ውን ምስኡ'ዩ ዝመጽእ። ናይ ስራሕ ዕድል ክመጽእ ከሎ ኸኣ፡ ብዓቕሚ፡ ብባህሊ፡ ብዲሲፕሊን ንስራሕ ድሉው ዝኾነ መንእሰይ ክህልወና ኣለዎ። እንኣትዎ ዘለና፡ ናይ ንግዲ፡ ወፍሪ፡ ምዕባይ ምህርቲ፡ ዕድላት ምስፋሕ ሸቐለት ይመጽእ ስለዘሎ፡ ከምዚ ፕሮፌሰር ኩበሎ ዝጸንሐ ናይ ሓቢርካ ናይ ምውፋር ተኽእሎ`ውን ኣሎ። ሕጂ እቲ ሕቶ ንሕና ስራሕ ክንሰኣን ዘይኮነስ፡ ኑቲ ስራሕ ክንገጥሞ ዲና? ክንክእሎ ዲና? ዝኸውን እመስለኒ። ምኽንያቱ ኣብ ኩሉ ናይ ወፍሪ ጽላት ዝመጽእ ዘሎ ሰፊሕ ዕድላት መንእሰይ ብቐዳምነት ክዋስኦ ዘኽእል`ዩ።

ብልጫታትና ክንጥቀመሉ እንተደኣ ኴንና ኢንዳስትሪና ኣበራቢርና ተወዳዳሪ ክንገብር፡ መንእሰያትና ኣፍረይትን መሃዝትን ክኾኑ፡ ናይ ኣውፋርነት (ኢንተርፕረነርሽፕ) ዓቕሚ ክድልቡ እዚ መድረኽ ዝጠልቦ'ዩ። ነዚ ዓቕሚ'ዚ ኢና ሕጂ ክንጥቀመሉ። ዞባዊ ዕዳጋ ማለት፡ ምስኡ ኸኣ ውድድር ኣሎ ማለት'ዩ። ክንወዳደር ክንክእል ኣለና። ኣፍራይነትና ብመንጽር እዘን ኣብ ከባቢና ዘለዋ ሃገራትን ዝያዳ ተወዳዳሪ ክኸውን፡ ኣብ ዕዳግአን ክንኣቱ፡ ሸቐለትና ከነውሕስን ከነስፍሖን ወፍሪ ክንምስጥ ዝገብር ወይ ዝውስን ዓያዩ ዓቕሚ ሰብና'ዩ።



ኣቶ ሳምሶም ብርሃነ

ኣውፈርቲ ብቐንዲ ዝጥምቱዋ ዓያዩን ክኢላን ዓቕሚ ሰብ ኣሎ ድዩ። እወ ኣሎ - እቲ ምህርቲ ኣሎ - ኮለጃትን ናይ ሞያ ኣብያተ-ትምህርቲን (ቮክሽናል) ዘፍርይኦም ኣለዉ። ሓይሊ ሰብና ኣብ ቦታኡ ምስ ዓቕሙ ስለ ዘሎ፡ ከምኡ`ውን ኣብ ናይ ሕርሻ፡ ኢንዳስትሪን ካልእን ተክኢካዊ መሰረት ዘለዎ ክኢላ ስለ ዘሎ፡ ነዚ ኩነታት ሰላም ምስ ተደመሮ ዝፈጥሮ ተስፋ ዓብዩ`ዩ። ኣብዚ ተፈጢሩ ዘሎ መድረኽ ብልጫታትና ኣብ ብድሆታትና ይዓብዩ። ኣቐዲለይ።

ጴጥሮስ መንግስ

የቐንየልና ዶ/ር መልኣከ። ቀጺልና፡ ሳምሶን ብርሃነ ተራ ዞባዊን ኣህጉራዊን ሽርክነት'ዩ ኩበርሃልና። እዚ ዞባ'ዚ ዘለዎ ዕድላት ማለት'ዩ።

## ሳምሶም ብርሃነ

ብዘይ ዞባውን ኣህጉራውን ምትሕግጋዝ ዘቤታዊ ኩነታት ብዘላቕነት ክዓብዩ ኣይከኣልን'ዩ። ዘቤታዊ ኩነታት ንዞባዊ ኩነታት ይጸልዎ'ዩ፡ ዞባዊ ኩነታት ድማ ንዘቤታዊ ኩነታት ማዕረኡ ይጸልዎ። ኤርትራ ትኹን ካልእ ሃገር ኣብ ዝተሓንከረ ዞባ ብዘላቕነት ናይ ሰላም ደሴት ክትከውን ኣይትኽእልን`ያ። ኣብዚ ግዜ`ዚ ሰላም ናይ ሓባር'ዩ፡ ምንባር ወይ መኻብር`ውን ዝተዋሰበ`ዩ። ሓንቲ ሃገር በይና ኩሉ ነገር ክኢላ ክትከይድ ኣይትኽእልን'ያ። ሓንቲ ንብረት፡ ንኣብነት፥ ሞባይል እንተርኢና፡ ብመልክዕ ጥረ-ነገር፡ ምርምር፡ ክኢላዊ ዓቕሚን ዝርግሐን ኢድ ብዙሓት ሃገራትን ኩባንያታትን ዝሓልፉ`ያ። ሃብታም ዓለም ንድኻ ወጊዱ፡ ድኻ ዓለም ድማ ኣብ ሃብታም ቡቲኹ ክምጽኦ ዝኽእል ለውጢ የለን።

ንድሕሪት ነዊሕ ከይተመለስና ንታሪኽ ዞባውን ኣህጉራውን ዝምድናታት ኣብ 19 ክፍለ ዘመን ጀሚርና ምርኣይ ጥራይ ኣኻሊ ይኸውን እዩ። ዞባውን ኣህጉራውን ዝምድናታት ዘቤታዊ ኩነታት ዝጸልዉ ጉዳያት ኣብ ዞባን ኣህጉርን ንምርኣይ፡ ንምምሕዳርን ናይ ሓባር ፍታሕ ንምንዳይን ተባሂሉ ዝተበገሰ`ዩ። ኣብ 20 ክፍለ ዘመን ብፍላይ ምስ ምምጻእ 1ይን 2ይን ኩናት ዓለም፡ ጉዳይ ሰላም ኪኖ ዘቤት ብደረጃ ዞባ፡ ኣህጉር ኮነ ዓለም ክተሓዝ ግዲ ምኳኑ ዝተነጸረሉ`ዩ። ኣብ ኤውሮጳ ዝተፈጥሩ ኩናት ንምሉእ ዓለም ጸሚደሞን ሉብሊቦሞን። ሚልዮናት ህይወት ኣጥፊኦም፡ ቀጠባ ዓንዩ ዕድላት ድማ ባኺኑ። እዚ ማሕበረ-ሰብ ዓለም

ገለ ጉዳያት ብደረጃ ዞባ፣ ኣህጉርን ዓለምን ክተሓዙ ከም ዘድሊ ንጹር መልእኽቲ ዝሃበ`ዩ።

ንሕና ብመንገዲ ማሕበራዊ ፍትሒ ሰላምን ልምዓትን ምርግጋጽ ዕላማና`ዩ። ነዚ ንምድራኽ ኣብ ውሽጥናን ጎደቦናን ሰላም የድልየና። እነፍርዮ ክንሸይጥ፣ ፍርያት ካልኦት ክኣ ክንዕድግ፣ ፋይናንስያዊ ሕጽረትና ክንምልእ፣ ሰብኣዊ ኩነ ካልኦት ጸገማት ምስ ዘጋጥመና ምስ ጎረባብትናን ዓለምን ሓቢርና ንኽንፈትሕ ዞባውን ኣህጉራውን ምድግጋፍ የድልየና። ገለ ከም ጉዳይ ብኸላ ኣከባብን ሳዕቤናቱን ዝኣመሰሉ`ውን ብደረጃ ዓለም እንተዘይሰሪሕካሉም ሳዕቤኖም ከቢድ ዝኾነ ጉዳያት ኣለዉ።

ብዞባውን ኣህጉራውን ምትሕግጋዝ ሰላም ክትዕቅብ፣ ልምዓት ክትፈጥር፣ መነባብሮ ናይ ህዝቢ ናብ ዝሓሸ መኣዝን ክትመርሖ ትኽእል ኢኻ። ኩነተ-ኩናት ክትውግድን ኩነተ ሓባራዊ ብልጽግና ክትፈጥርን ይከኣል`ዩ። ኣብ'ዚ ከም ኣብነት ንኤውሮጳዊ ሕብረት ምጥቃስ እኹል`ዩ። ኣብ ታሪኽ ዝተራእዩ ዓበይቲ ኩናታት ብፍላይ ከኣ እቶም ቅድም ኣለ ዝጠቐስኩዎም ኩናት ዓለም ኣብ ኣህጉር ኤውሮጳ ዝተኻየዱ እዮም ነይሮም። መወዳእታኡ እተን ቀንዲ ተቐናቐንቲ ዝነበራ ጀርመንን ፈረንሳን ካልኦት ሃገራት እቲ ኣህጉርን

> “ቀንዲ ተቐናቐንቲ ዝነበራ ጀርመንን ፈረንሳን ካልኦት ሃገራት እቲ ኣህጉርን ካብ ፍጹም ኩናት ናብ ፍጹም ኩነተ - ሰላም ንኽሰግራ ዘኽኣለ ዞባዊ ቁጠባዊ ሽርክነትን ውህደትን እዩ።”
>
> *ኣቶ ሳምሶም ብርሃኑ*

ካብ ፍጹም ኩናት ናብ ፍጹም ኩነተ-ሰላም ንኽሰግራ ዘኽኣለ ዞባዊ ቁጠባዊ ሽርክነትን ውህደትን እዩ። እዚ ሕብረት ካብ 1951 ብኣፍረይቲ ከሰልን ኣቻዮን ሽዱሽተ ሃገራት፣ ብፍላይ ከኣ ድሕሪ ምምስራት ኮም ኤውሮጳ ኣብ 1957 ዛዕባ ቁጠባዊ ሽርክነቱን ቁጽሪ ኣባላቱን እናወሰኸ መጺኡ። ብደፋእታ ድማ ናይ ሓባር ዕዳጋ መስሪቱ፣ ናብ ናይ ሓባር ባጤራን ናይ ሓባር ፖሊሲ ወጻኢ ዝምድናታትን ካልእን ብፃቐም ን28 ሃገራት ጠርኒፉ ይኸይድ ኣሎ። እዚ ዞባዊ ውህደት ገና ብድሆታት ይሃልውዎ እምበር፣ ኩነተ-ኩናት ካብቲ ኣህጉር ኣልዩ፣ ናጻ ምንቅስቓስ ሰባት፣ ገንዘብ፣ ንብረትን ኣገልግሎታትን ፈጢሩን ደረጃ መነባብሮ ዜጋታት እቲ ኣህጉር`ውን ኣመሓይሹ።

ዞባና`ውን ከም ኤውሮጳ ንኣማኢት ዓመታት ኣብ ኩነተ-ኩናት ዝጸንሐ ዞባ`ዩ። ዞባና ከምቲ ነዚ ኣህጉር ዝገጠሞ ጸገም ንዘሓለፈ ልዕሊ ሚእቲ ዓመታት ኣብ ትሕቲ ቀጥታዊ መግዛእቲ፣ ቀጺሉ`ውን ኣብ ጽልዋ ሓድሽ መግዛእትነት (Neocolonialism) ኣትዩ፣ ውሽጣዊ ሽግራቱ ኣብ ምፍታሕ ዘተጸገመ ዞባ`ዩ። ብገዛእ ርእሱ ሽግሩ ንኸይፈትሕ ድማ ብጉዳማዊ ምትእትታውን ውሽጣዊ ጎንጽታትን ተሓሚሱ`ዩ ጸኒሑ። ብትሕተ-ቕርጺ ኣይተጣመረን፣ ብንግድን ወፍርን`ውን ኣይተቓረበን። ኪኖ`ዚ ዞባ ንኣፍሪቃ እንተ ተመልኪትና`ውን እቲ ሓቂ ዝተፈልየ ኣይኮነን። ንኣብነት፥ ሃገራት ኣፍሪቃ ኣብ ሓድሕደን ዘካይድኦ ንግዲ 15% ናይ'ቲ ብደረጃ ዓለም ዘካይድኦ ጥራይ`ዩ ዝውክል። በንጻር`ዚ ሃገራት ኣስያ፣ ኤውሮጳን ኣመሪካታትን ኣብ ሓድሕደን ዝገብርኦ ንግዲ ካብ 50% ክሳብ 70% ዝውክል ኮይኑ ኢና ንረኽቦ። እዚ፣ እዘን ሃገራት ትሕተ-ቕርጸን ኮነ ፍርያተን ካብ ንሓድሕደን ምስ ምዕቡላት ሃገራት ንዘለወን ንግዲ ከሐይል ዝቖመ ምኳኑ የርኢ። ነዚ እንተ ቀይረንኦ ከኣ'የን ኣብ ውሽጠን ሽርክነት ዝፈጥራ፣ ሰላም ዘውሕሳ፣ ናብ'ቲ ኣህጉራዊ ውድድር ዝመጣጠራ።

መሰረት ፖሊሲታት ኤርትራ ንዘኾነ ሃገራዊ ቻርተር እንተ ርኢና፣ ኤርትራ ተራ ዞባውን ኣህጉራውን ሽርክነትን ውህደትን ኣብ ሰላማን ልምዓታን ኣገዳሲ ምኳኑ ሓንጺጻ ከም እተበገሰት ኢና ንምልከት። መበል ሻዱሻይ መትከል ሃገራዊ ቻርተር፣ ኤርትራ ሃናጺ ክልተኣዊ፣ ዞባውን ኣህጉራውን ሽርክነት ብንጥፈት ከም እትዋሳእ ይሕብር። ኩሎም ንዕኡ ተኸቲሎም ዝወጹ ፖሊሲታት ብተመሳሳሊ መዳይ ሰላምን ልምዓትን ኤርትራ ንምድራኽ ዘንቀዱ`ዮም ነይሮም። ከም ውጽኢቱ ድማ ኤርትራ ኣብ ሓጺር ዓመታት ምስ ኩለን ጎረባብቲ፣ ሃገራት ስግር ቀይሕ ባሕርን ርሑቕን ብመንገዲ



ቀውምቲ ኤምባሲታት፡ ተንቀሳቐስቲ ኣምባሳደራት፡ ናይ ክብሪ ቆንስላትን ሰፊሕ ጽምዶ ኣኪይዳ። ኣብ ዞባና ንዘለዉ ውድባት ከም ኢጋድ፡ ኮሜሳ፡ ሴንሳድን ብቐዋምነት ኮነ ብተዓዛዚነት ተጸንቢራን ብዕላማን ውዳበን ክዕበዩ ገይራ። ኣብ ኣህጉራዊ መዳይ ድማ ኣብ ዳርጋ ኣብ ኩሎም ዓበይቲ ውዳበታት ኣባልነታ ኣረጋጊጻ ንኣዘዮም ብዙሓት ኣህጉራውያን ውዕላት ድማ ፈሪማ።



ኤርትራ ሓያል ዞባ ንምህናጽ ዘንቀለቶ ዕላማ በቲ 1998 ዝተበገሰ ኩናት ተዓንቂፋ`ዩ ጸኒሑ። እዚ ድማ ንዝቤታዊ ኩነታት ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ ንናይ ኢትዮጵያ፡ ክልቲኤን ሱዳናት፡ ሶማልያን ካልኦት ሃገራት እዚ ዞባን ዕብየት ሃሲይዎ ጸኒሑ። እቲ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተኻየደ ኩናት ኣብ ግዜኡ እቲ ዝዓበየ ኩናት ኣብ ዓለም`ዩ ነይሩ። ኩሉ መዳያዊ ብምንባሩ ዞባዊ ጽልዋኡ ቀሊል ኣይነበረን። ዝቐጸለ ናይ ኩናት ሃዋህው (ኣይሰላም ኣይኩናት እናተባህለ ዝግለጽ)፡ እወጅን ዘይእወጅን እገዳ`ውን ኣብ ቀጠባ ኤርትራ ዘውረዶ ሃሲያ ዓብዪ`ዩ ነይሩ። ናይቲ እገዳ ጽልዋ ናብ ውልቀ ኤርትራዊ ዜጋ እንታይ ይመስል ተባሂሉ ርእሱ ዝኸኣለ መደብ ክቐርበሉ ዝኽእል`ዩ። እንተኾነ እዚ እገዳ`ዚ ብዋጋ ዞባዊ ሽርክነት ዝተገብረ ብምዃኑ ካብ ኢትዮጵያ ጀሚርካ ኑተን ተላኢኸን ኣብ ው.ሕ.ሃ. ዘሳሰያ ሃገራት እዚ ዞባ`ውን ብዘይ ጽልዋ ዝገደፈ ኣይኮነን። ከም ውጽኢቱ ድማ (ኣብ ልዕሊ ካልኦት ጠንቅታት) እዚ ዞባ`ዚ ዓሚ ከምዚ ሎሚ ናብ ፍጹም ውድቀት`ዩ ዘምርሕ ነይሩ። ኢትዮጵያ ናብ ፍጹም ውድቀት ተገምጊማ፡ ደቡብ ሱዳን ዘይርጉእነታ ብኢሱ፡ ሶማልያ ካብ ናይ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ንቡራ ብዙሕ ከይረሓቐት፡ ሱዳን ድማ ናብ ቁጠባውን ፖለቲካዊን ምንቁልቋል ማእዘንን ነይረን። ንኮባቢ 20 ዓመታት ንኤርትራ ንምንብርካኽን ምሕካኽን ዝተሰርሐ ውጥን ብኣንጻሩ ንኤርትራ ኣጸኒዑ፡ ኑተን ካብ ሓባራዊ ሽርክነት ክረብሓ ዝግብአን ዝነበራ ሃገራት`ዚ ዞባ ግን ናብ ዝበኣሰ ሓደጋ ኣእተዩወን።

እዚ ቀዲሙ ዝተጠቕሰ ሓቂ ብመንጽር`ቲ ካብ ሰነ-ሓምለ 2018 ንደሓር ኣብዚ ዞባ ዝተራእየ ኩነታት ምስ እንርእዮን ናብ ሓድሽን ታሪኻውን መድረኽ ንኣቱ ከም ዘለና ንጹር`ዩ። ኣብ ኢትዮጵያ ዝተቐየረ ኩነታት ንውዕል ኣልጀርስን ብይን ኮሚሽን ዶብን ብዘይ-ቅድመ ኩነት ዝቕበል መንግስቲ ኣምጺኡ፡ ዝምድና ኤርትራን ኢትዮጵያን ድማ ሓድሽ ምዕራፍ ከፊቱ። 9 ሓምለ 2018 ኣብ መንጎ ኢትዮጵያን ኤርትራን ዝተፈረመ ውዕል ኣስመራ እንተርኢናዮ፡ ኩነት-ኩናት ኣብቂዑ ኢሉ'ዩ ዝጀምር። ብ16 መስከረም 2018 ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተፈረመ ውዕል ጅዳ እንተርኢናዮ ብተመሳሳሊ'ዩ ዝኸይድ። ብ6 መስከረም ኣብ መንጎ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን ዝተፈረመ ውዕል ኣስመራ እንተርኢናዮ፡ እተን ተኻሰስቲ ዝነበራ ሃገራት ናብ ተሓባበርቲ ከም እተሰጋገራ`ዩ ዝሕግር። ትማል 4 መጋቢት 2019 ኤርትራ፡ ደቡብ-ሱዳንን ኢትዮጵያን ብሓባር ካብ ጁባ ዘውጽእኦ መግለጺ`ውን ተመሳሳሊ ማለት'ዩ። እዞም ውዕላት ብሓባር ሓድሕድ ልኡላውነት የኽብሩ፡ ንሰላምን ቁጠባዊ ወህደትን ድማ ጠጠው ይብሉ። በቲ ቀዲምና ዓምን ሎምን ኢልና ምስ እነጻጽር እዚ ዞባ ማዕረ ኽንደይ ከም እተለወጠ ክንርዳእ ኣየጸግመን።

ብርግጽ ለውጢ መጺኡ ኣሎ፡ ተወሳኺ ለውጢ ኣብ ሃገራት ዞባና ክድርኽ`ውን ዓብዪ ተኽእሎ ኣለዎ። ዛጊት ብመሰረት እዞም ውዕላት ዶባት ኤርትራን ኢትዮጵያን ድሕሪ 20 ዓመታት ተኸፊቱ፡ መራኸቢታት ምድርን ኣየርን ስርሑ ጀሚሩ፡ ንግዲ ተራእዩ፡ ወደባት ኤርትራ ንምስፋሕን ምስ ዶባት ንምርኻብን ስራሕ ተበጊሱ። እዚ ከምቲ ጫፍ እምነ-በረድ ዝበሃል ንእሽቶ ክፋል ናይ'ቲ ክኸውን ዝኽእል ዓብዪ ሽርክነት`ዩ። እቲ ንሃገራት እዚ ዞባ ክጠምር ዝኽእል ዝዓበየ ስራሕ ግን ብቐድሚት`ዩ ዘሎ።

ኣገዳሲ ስትራተጂያውያን ዝኾኑ ወደባት ኤርትራን ቀይሕ ባሕርን ንኤርትራ ጥራይ ዘይኮኑ ንስለ ሃገራት እዚ ዞባ`ውን ኣብ ግቡእ መዓላ ክውዕሉ ኣይጸንሑን። ኣብ 1990ታት ከምኡ`ውን 2000ሓት ብዝተፈላለዩ ኣህጉራውያን ኣካላት ዝተኻየዱ መጽናዕትታት ወደባት ኤርትራ ንኢትዮጵያ፡ ምብራቕ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ጫድን ማእከላይ ሪፓብሊክ ኣፍሪቃን እንተላይ ከገልግላ ከም ዝኽእላ ይሕብሩ። እዚ መድረኽ'ዚ ነዚ ሓሳባት`ዚ ብመድረኽ ናብ ተግባር ክወስዶ ይኽእል`ዩ። ንመላእ ኩተማታት ኣፍሪቃ ብትሕተ-ቕርጺ መጎዓዝያ ምድሪ ንምርኻብ ተበጊሱ ብደፋእታ ዝቕጽል ዘሎ መደብ ኣሎ። እዚ መድረኽ`ዚ ናይ ኤርትራ ኩተማታትን ወደባትን ምስ'ቲ መስመር`ቲ ክራኸባ ዕድል ክፈጥር`ዩ። እዚ ኢንዳስትሪ መጎዓዝያ ኮነ መሰንዕ ኤርትራ ንኽበራብር ዓብዪ ዕድል`ዩ።

ኣብ'ዚ ዓለም ብዙሓት ዞባውያን ውዳበታት'ዮም ዘለዉ። እቶም ዝለዓሉ ውዳበታት ከምዚ ኤውሮጳዊ ሕብረት ነቲ ቀጠባዊ መዳይ ሰጊሮም ናብ ፖለቲካዊ ወህደት ዝሸዱ'ዮም። ኣብ ኣፍሪቃ ብዘይካ ኣፍሪቃዊ ሕብረት 9 ዝኾኑ ዞባውያን ወህደታት ኣብ መስርሕ ኣለዉ። ብዞባ ጀሚርካ ክትብጽሖ እትኽእል ነገር ግን ዓብዪ እዩ፡ እቲ ተስፋ ድማ ንቕድሚና ኣሎ ማለት'ዩ። እንተኾነ እዚ ሓድሽ መድረኽ ናቱ ብድሆታት ኣለዎ። እዚ ሓድሽ መድረኽ ኣየርብሓናን'የም ዝብሉ ናይ ውሽጥን ናይ ደገን ኣካላት ክህልዉ`የም። ሓድሽ መድረኽ ከም ዘይተፈጥረ ክእምኑ ዝደልዩ ይረአዩ`የም። እቲ ብድሆ ንብር ኮይኑ እዚ ዞባ ንሱብ ጸቢብ ረብሓ ይኣክል ክብልን፡ ሓባራዊ ሰላምን ሽርክነትን ድማ ብሓባር ጠጠው ኢሉ ክሰርሕ ከድልዮ`ዩ።

ጴጥሮስ መንግስ

የቐንየልና ሳምሶም፡ ናብ'ቲ ካልኣይ ክፋል መደብና፡ ሕቶን ርእይቶን ንሰግር ኣለና። ሕቶ ኣብ ገዛ ክሳብ ዝመጽእ ሓንቲ እንተትትንክፍ ዝብላ ነጥቢ ዚያዳ ሙብርሂ ክህቡላ ከልዕላ። ምዕባለ ክመጽእ እንተድኣ ኾይኑ፡ ባህሪያዊ ጸጋ ከምኡ`ውን ሰባዊ ጸጋ ኣገዳሲ ምኳኑ ብዝርዝር ቀሪቡ`ዩ። ከም ተወሳኺ ኸኣ ትካላዊ ብቕዓት ናይ ሓደ ሃገር ወሳኒ ምኳኑ ይግለጽ'ዩ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ብዝዕባ ዘለና ብድሆ ገለ ሙብርሂ እንተ ዘወሃቡ። ምናልባት ፕሮፌሰር ወይ ዶክተር።







ዶክተር መልኣከ

ምህናጽ ሰላማዊ ዞባ ኣብ'ዚ መኣዝን ኣሎ ንብል ኣለና። ሰላምን ሰላማዊ ዞባን ብዓለም ደረጃ ማእከል ስሕበት`የም። እዚ ብመልክዕ ወፍሪ ክርአ`ዩ ማለት'ዩ። ካብ 200 ክሳብ 300 ሚልዮን ህዝቢ ዘለዎ ዕዳጋ ዓብዪ እዩ። ነዚ ብቐጠባ ክንርእዮ ከለና፡ ዓብዪ ናይ ወፍሪ ስሕበት ዘለዎ'ዩ። ዓብዪ ወፍሪ ማለት ከኣ ዓብዪ ናይ ሸቐለት ዕድል ማለት`ዩ። ኣቐድም ኣቢለ ከይጠቐስኩዋ ዝሓለፍኩ ናይ ወደብ ሸቐለት እንተመጺኡ፡ ንዕኡ`ውን ናይ ባቡርን ካልእ መጎዓዝያን እንተተደሚርዎ ልዕሊ ን50 ሽሕ ሰብ ሸቐለት ክፈጥር ዝኽእል`ዩ። እዚ ዕድል ብቐጻሊ ክመጽእ ከሎ ንዕኡ ዝኸውን ዓቕሚ ሰብ ኩተዳሉ ኣለካ ማለት እዩ። በዚ ዕድላት ንዝመጽእ ጠለብ ስራሕን ንግድን ወፍርን ዝኸውን ትካላዊ ኣሰራርሓን ክኢላዊ ዓቕሚ`ውን ክጠናኸርን ኣቓልቦ ድማ ክወሃቦን ባህርያዊ እዩ።

## ቀዳማይ እብረ ሕቶን ርእይቶን

ጴጥሮስ

ቀጺልና 'ምበኣር፡ ናብ ሕቶን ርእይቶን ክንከይድ ኢና።

**ኣማናቱኤል ዓብደራሕማን**

ክወሃብ ንዘጸንሐ መግለጺ ኣመስግን። ሕቶይ ሕቶ መንእሰያት'ዩ። ከም ዝተገልጸ ኣቲናዮ ዘለና መድረኽ ትስፋው ሃዋሁው ዝፈጥር'ዩ። እዚ ብዘይ ርድኢትን ብዘይ ፖለቲካዊ ስራሕን ይኽእል'ዩ ኢለ ኣይኣምንን። ንኣብነት ድሕሪ ሰላም ተርእዮ ስግረ-ዶብ ኣይነከየን። ሓደ ኣብ ውሽጢ'ዚ ሽውዓተ ወርሒ ኣብ ሓበሬታ ምድንጓይ ኔሩ። ካልኣይ ከኣ፡ ተስፋ ክንፈጥር ክንክእል ኣለና። እዚ ክበሃል ዝጸንሐ ዕድላት ክፍጠር ምኳኑ ንመንእሰያት ራኢ ክንፈጥረሎም ኣለና። ነዚ እተን ዝምልከተን ኣካላት፡ ማሕበራት ደኣን ግንባር ኮሉ እቲ መንግስቲ ክሰርሓሉ ዘለዎ ኩይኑ እስመዓኒ።

ካልእ ርእይቶይ ንወፍሪ ዝምልከት`ዩ። ሓያለ ኤርትራውያን ኣውፈርቲ ኣብ ከባቢና ኣብ ዘለዋ ሃገራት ይሰርሑ ኣለዉ። ኣቐዲሙ'ውን በታ ቀዳመይቲ ናብ ኤርትራ ዝኣተወት መንገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ተኸእሎ ወፍሪ ንምርኣይ ዝመጹ ኢትዮጵያውያን ነይሮም። ንወፍሪ ዝምልከት እንታይ ምድላዋት ጌርና ኣለና? የቐንየለይ።

### ግርማይ ወልደገርግስ (መንከሲኖ)

ከምቲ ዝተባህለ እዚ ዝቐረበ ዛዕባ ሓፈሻዊ እዩ። ኣብ ቀጻሊ ኣብ ዝርዝራት ዘድሃበ ሓበሬት ክውሃብ ንኹሉ ኣገዳሲ እዩ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ። ሰላም መሰረት ምዕባለ ምዃኑ ንዝተዋህበ መግለጺ እሰማማዓሉ`የ። ሰላም ዘሎ ወጥሪ ስለዘየለ ኣይኮነን፡ እንታይ ደኣ ማሕበራዊ ፍትሒ ስለዘሎ'ዩ ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ናይ ሰላም መሰረት ከኣ ሰብ'ዩ። ኣብ ኣተሓሳስባና ንኤርትራዊ ሰብ ማእከል ጌርና እንተተዛሪብና ዝበለጸ`ዩ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ። ኤርትራዊ ነዚ ኩሉ ብድሆታት ነኺሱ፡ ተጻሚሙ፡ ኣብ'ዛ እዋን እዚኣ ክልተ እግሩ ጠጠው ኢሉ ዘሎ፡ ፈለማ ኣብ ውሽጡ ማሕበራዊ ፍትሒ ስለ ዝኣምን`ዩ። ብዛዕባ ኩሉ ዝተገብረ ትሕተ-ቅርጺ ክንዛረቦም ዘኽኣለና እቲ ኤርትራዊ ሰብ`ዩ። ስለዚ ኣብ ትንተናና ቀዳሚ ብዛዕባ ትሕተ-ቕርጽን ካልእን ንሰብ ማእከል ጌርና ክንዛረብ ኣለና።

ስግረ-ዶብ ከም ስግኣት ተላዒሉ ኣሎ። ነዚ ናይ ሎሚ ወለዶ ብደረጃ ዓለም "Parachute generation" ኢሎም ዝገልጽዎ ኣለው። እዚ ማለት፡ ብደረጃ ዓለም ኣብ ዝዓልቦ'ውን ዘይፈልጥ ወለዶ ተፈጢሩ ኣሎ። ከምቲ ገለና ኣብ ሰብዓታት መዘኑና ንሜዳ ክኸዱ `ይኸዱ ኣለዉ` ኢልና ዝኸድና፡ እዚ ወለዶ`ዚ`ውን ንሰደት ከም ፋሽን ወሲድዎ ኣሎ። ሳሕል ግን ኣብ መውዳእታ ቀይሩና። እቲ ዘሎ ዘይተሰደ`ዩ ክኑብር ዝኽእል። ስለዚ ብዛዕብኡ ብዙሕ ከይተሻቐልና፡ ኑቲ ኩነታት ክንቅይሮ ጥራይሕ`ዩ ዘለና። ብዛዕባ እቲ ዝተሰርሐ ናይ ሓበሬታ ሕጽረት ስለ ዘሎ፡ ኩሉ ከም ዝፈልጥ ጌርና ብስራሕ ኩነታት ክንቅይሮ ንኽእል ኢና።

ብዛዕባ ዞባዊ ምዕባለ ኣብ ዝምልከት ውሽጣዊ ለውጢ ቡቲ ዞባዊ ኩነታት`ዩ ዝመጽእ ኢሉ ከይድምደም ምጥንቃቕ ከድሊ`ዩ። ብናይ ውሽጢ ዓቕምናን ስራሕናን ኢና ኩነታት ክንቅይር ጸኒሕና። ቅድሚ ሕጂ ኣብ ዞባና ከኑተኩር ኢና እዚ ኩሉ ሰቡብ ረኺብና። ብርግጽ ብሓደ ኢድካ ከተጣቕዕ ኣይትኽእልን ኢኻ። ኑቲ ናይ ዞባ ሰላም ንደልዮን ንምጽዮን'ኳ እንተኾንና፡ ሓይልናን ትኽረትናን ብውሽጥና ንዘማዕበልናዮ ብኸመይ ነስፍሖን ነዕብዮን ክንሓስብ ኣለና። ኣቐንየለይ።

### ሳምሶም የማነ

ኣነ ሓደ ንኢንዳስትሪ ዝምልከት ሕቶ ኣለኒ። ካብ መግዛእቲ ዝተወርሰ ኢንዳስትሪ ሎሚ ኣሎ ኢልካ ክትዛረብ ካልእ ሕቶ'ዩ። ከም ኣብ ሕርሻን ምርባሕ እንስሳን ቀደም ዘይነበረ ዝማዕበለ ነገር ከኣ ኣሎ`ዩ። ንኹሉ መዳያዊ ብልጫ ኤርትራ ክንርኢ ከለና፡ ሰባዊ ዓቕሚ ግን ልዕሊ ኹሉ ክውሰድ ዘለዎ ኮይኑ`ዩ ዝስመዓኒ። ምኽንያቱ እቲ ካልእ ጸጋ ዝትካእ ክኸውን ከሎ ሰባዊ ጸጋ ግን መተካእታ የብሉን። ስለ`ዚ እዚ ብመንእሰያት ዝበገሰ ንኢንዳስትሪ ኣገዳሲ ዝኾነ መን`ዩ ዋንኡ? እንታይ ክግበር ኣለዎ መብርሂ ምደለኹ።

ዞባዊ ውህደት ኣብ ዝምልከት፡ ብፍላይ ምስ ንግድን ቀጠባን ነዚ እንተዘይተዓዊትናሉስ ናበይ ገጽና ኢና? ኣብ ወደብ እንዝቦ ኣገልግሎት ጥራይ ክንሸይጥ ዲና ክንሓስብ? ካልኣይ ኣብ ምምሕያሽ መትብብሮ ዘተኮረ እንታይ ክንጽበ ንኽእል ኣብዚ ቀረባ እዋን? ንኣብነት፡ ኩሉ እቲ ሰላም መጺኡ ኣሎ። መፍትሒ ምሳና እምበር ብዞባ ብገለ ዝመጽእ ኣይኮነን። ንሕና ምስ በቓዕና ኣብ'ቲ ዞባ ጥራይ ኢና ኣብ'ቲ ዞባ ተጠቀምቲ ክንከውን ንኽእል። እንተሰኢፍናስ ተጠቀምቲ ክንከውን ንኽእል ኣይመስለንን። ሕጂ ነዚ ዞባ ብሓድሽ መልክዕ ክንርእዮ ብፍላይ ኣብ'ቲ ሰባዊ ምሕደራ ዋላ ኑቲ ምምሕያሽ ናይ መትብብሮ፡ ኣብ ሸቐለት፡ ኣብ ንግድ (ኣብ ውሽጢ ሃገር'የ ዝዛረብ ዘለኹ) ነዚ እንታይ ዝተታሕዘ ወይ እንታይ እንተተገይሩ'ዩ ቅልጡፍ ጽልዋ ክህልዎ ዝኽእል ነዚ መድረኽ ብእወታ ክንጥቀመሉ ንኽእል ትብል'ያ። ምናልባት ንሳሚ ትምልከት ሓንቲ ሳልሰይቲ ኩርናዕ እንታይ ምደለኹ፡ ንኣብነት፡ ኣብ ዞባዊ ወህደትሲ፡ ኣብ ኤውሮጳ ናይ ብሓቂ ከምዚ ዝበሎ ዋጋ ስለዘኸፈልሉ ሰላም ንኽቅበልዎን 'endorse' ጌሮሞ ንመዋእል ክቕጽሉ ይኽእሉ'ዮም። ምኽንያቱ ዋጋ ኩናት ይፈልጥዎ'ዮም። እዚ ዝበሃል ዘሎ ዞባዊ ወህደት ግን ኣብ ላቲን ኣመሪካ ተፈቲኑ፡ ኣብ ኤሲያ ተፈቲኑ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ብመጠኑ ክኸይድ ጸኒሑ፡ ሕጂ ንሕና ንኣብነት ከም ህዝቢ፡ ብፍላይ ኤርትራን ኢትዮጵያን ከም ህዝቢ ከም ሃገር እንታይ ተመኩሮ ኢና ንህብ? እዚ ንድሕሪት ንኽይምለስ? እንታይ ይኸውን እቲ ናትና ተመኩሮ ብዮጉብሪ ክመጽእ? የቐንየለይ።

### ጴጥሮስ መንግስ

ሕራይ እዘን ቀሪበን ዘለዋ ምስ በርሃ ተወሳኺ ዕድል ክንህብ ኢና። ፕሮፌ. ኣብርሃም ብኣኻ ዶ ክንጅምር?

## መልሲ ቀዳማይ እብረ ሕቶን ርእይቶን

ፕሮፌ. ኣብርሃም፥

እተን ቀሪበን ዘለዋ ሰለስቲኣን ርእይቶ'የን። ግርማይ ጽቡቕ ርእይቶ ኣቕሪቡካ ኣሎኻ። ንሰባዊ ጸጋ ኣመልኪትካ ዘቕረብካዮ ቅቡል`ዩ። ግቡእ ምንጪ ዕብየትን ልምዓትን እንታይ'ዩ ኢልና፡ ብዛዕባ ርእሰ-ማል ኮነ ባህርያዊ ጸጋ ንዛረብ ኢና። ኣብ ግሎባዊ ቁጠባታት ከይድና ምዕባለ ሃገራት እንተተመልኪትና ሰባዊ ዓቕሚ ቀንዲ ምንጪ ዕብየት ምዃኑ ኢና እንፈልጥ። ንኣብነት ኣመሪካ ከም ዓባይ ሃገር እንተ ርኢናያ ቀንዲ ምንጪ ዕብየታ ምናልባት ባህርያዊ ሃብቲ ዝመስሎ ክህሉ ይኽእል`ዩ። እቲ ሓቂ ግና ኣመሪካ ዝማዕበለትሉ ብዓቕሚ

ሱብ'ዩ፡፡ ከመይ ጌርካ ትዕቅኖ እንተበልካ ንዓቕሚ ሱብ ዝተጉበረ ወጻኢ. ምስ'ቲ ንኻልእ ንባህርያዊ ጸጋታት ዝተጉበረ ናይ ርእሰ-ማል ወጻኢ. እንተኣነጻጺርኻ፡ እቲ ንዓቕሚ-ሱብ ዝተኸፍለ ወጻኢ. ዝዓበየ ኮይኑ ኢኻ እትረኽቦ፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ኩባንያ ቦይንግ እቲ ዚያዳ ወጻኢ. ዞገበሮ መዳይ ክኢላዊ ዓቕሚ ሱብ`ዩ (መሃንድሳት)፡ እቲ ሓጺ.ንን ኣለሚ.ንጹምን ወዘተ. ኣይኮኑን፡፡



ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝኑብሩ ኤርትራውያን ኣለዉ፡፡ ስለምንታይ`ዩ ህዝቢ ካብ ሓደ ቦታ ናብ ካልእ ቦታ ዝኸይድ? ብዓይኒ ስነ-ቁጠባ እቲ ቐንዲ ምኽንያት ናይ ዕድላት ፍልልይ'ዩ፡፡ ንኣብነት፡ ናይ ዕለት ደሞዝ ሓደ ሰራሕተኛ ኣብ ሓደ ቦታ 100 ኣብ ካልእ ቦታ ድማ 150 ዶላር እንተኾይኑ፡ ሱብ ናብቲ ዝለዓለ ክፍሕዝ ምርኣይ ኣየገርምን`ዩ፡፡ እዚ. ድማ ብሓደ ወገን ነታ ዝተጠልመት ሃገር ይሃስያ ይኸውን`ዩ፡ እንተኾነ ዝሰፍሐ ጠመተ እንተገይርና ሱብ ኣብ'ቲ ዚያዳ ክእለቱ ዘመስክረሉ፡ ዘፍርየሉን ዝጥቀመሉን ክኸይድ ግቡእ'ዩ፡፡ ሕጂ ኣብ ኣፍሪቃ እንተርኢ.ና፡ 60% ካብ'ቲ ከባቢ. ቢልዮን ዝሎ ብዝሒ. ህዝቢ. እዛ ኣህጉር ትሕቲ 24 ዓመት ዕድመኡ`ዩ፡፡ ኣብ ካልእ ሃገራት ከም ቬና፡ ኣስትሪያ፡ እንተኼድኩም ንኣብነት፡ ኩሉ ልዕሊ. 65 ዓመት ዝገበረ ኣብ ጥሮታ ዝኣተወ ሱብ ኢ.ኹም ትርእዩ፡፡ በዚ. ምኽንያት ድማ እቲ ቀጠባ ይዝሕትል ኣሎ፣ ወይ ድማ ከም ዚ.ግበኦ ኣይዓብይን ኣሎ፡፡ ኣብ ጀርመን ከይተረፈ. ኣንፈት ይርአ ኣሎ፡፡ እቶም ኤውሮጳውያን ንጥቕሞም ክኑበሉ መንእሰይ ክቕበሉ ይደናደኑ፡ መንእሰያት ድማ ካብ ኣፍሪቃ ዝሓሸ ናብራ ክንረክብ ኢ.ሎም ናብኦም ይኸዱ ኣለዉ፡፡ ሓቂ ምዝራብ ኤውሮጳውያን ብጉዳይ ሰባዊ ዓይኒ ዘይኮነ መተካእታ ዝኣረገ ሕብረተሰቦም ንምርኻብ ዝጉብርዎ ነገራት ኣሎ፡፡

ሕጂ ምስ'ዚ. ናይ ሰላም ኩነታት ተተሓሒዙ ሱብ ብዘይ ደረት ከም ዝንቀሳቐሰ እንተተጌሩ፡ ሱብ ናብቲ ዝሓሸ ዝብሎ ምኻድ ወይ ምምጻእ ኣይተርፍን፡፡ መጽናዕቲ ደጋጊሙ ዘርኣየና እንታይ'ዩ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ቦታታት ዘለዉ. ዕድላት መካብሮ ብተዛማዲ. ሓደ እንተኾይኖም፡ ሱብ ኣብ ዝተወለደሉን ዝዓበየሉን ሃገሩ ክቕመጥ`ዩ ዝመርጽ፡፡ ናብራይ ወይ መካብሮይ ኣብ ሃገረይ ዝሓሸ ከምዝኸውን ፍሉጥ'ዩ፡፡ ሕጂ'ውን ንኣብነት ቀደም ኩሎም ካብ ካናዳ ናብ ኣመሪካ'ዮም ዝኸዱ ኔሮም፡፡ ሎሚ ንስራሕ ኢሉ ካብ ካናዳ ናብ ኣመሪካ ዝኸይድ ዳርጋ የለን፡፡ እቲ ባይታ ተመዓራርዩ እዩ፡፡ ከምቲ ዝተባህለ ገለ ኤርትራውያን ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ነፈያም ኣለዉ፡፡ `ኢ.ንቨስቲጌቲቭ ጆርናሊስትስ` ቅድሚ ክልተ ዓመት ኣቢሎም ኣብ ዘቕረብዎ ጸብጻብ፡ ብወፍሪ ኤርትራውያን ከባቢ. 600 ሚልዮን ዶላር ኣቢሉ ኣብ ሓንቲ ዓባይ ባንክ (HSB) ከም ዘዋህለሉ ተገሊጹ ነይሩ፡፡ ገሊኦም ተቐዳዲሞም እዚ. ገንዘብ'ዚ. ብኣውፈርቲ ወይ ብኸጋዶ ዘይኮነስ ብሰበ-ስልጣን ካብ ድኻ ህዝቢ. ተሰሪቑን ተጨውዩን ዝተኣከበ እዩ ኢ.ሎም ኔሮም፡፡ እዚ. ግን ኣብ ጉዳይ ኤርትራ ሓቂ ኮይኑ ኣይተረኸበን፡፡ እንታይ ደኣ፡ ኣብ ውሽጢ. ሓጺር ግዜ ዜጋታትና ኣብ ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ኣንጎላ፡ ኡጋንዳ፡ ዱባይ ወዘተ ከይዶም ነፈያም ዘዋህለልዎ`ዩ፡፡

ከምዚ. ሳምሶም ዝበሎ ኣብ ሃገርና ጥራይ ሰላም እንተሃልዩ እኹል ኣይኮነን፡፡ ሓንቲ ሃገር ናይ ሰላም ደሴት ክትከውን ትኽእል'ያ፡፡ ነገር ግን ኣብ ከባቢ.ኻ ዘለዋ ሃገራት ሰላም እንተረኺበን፡ እታ ኣቐዲማ ሰላም ዘረጋገጸት ሃገር ንወፍሪ ኮነ ካልእ ዚያዳ ማራኺት ትኸውን፡፡ ሕጂ ኤርትራውያን ተመሊሶም ወፍሪ ክጉብሩ ተሰፋና ብዙሕ'ዩ፡፡ ኣብ'ዚ. ኣውፈሮምን ኣፍርዮምን ኣብ ኢ.ትዮጵያ፡ ሱዳንን ኬንያን ክሽጡ ይኽእሉ`ዮም፡፡ ምኽንያቱ ኣብዚ. ኣብ ሃገሮም ምውፋርን ምፍራይን ንዓታቶም ትርጉምን ዕግበትን`ውን ዝሁብ`ዩ፡፡

ኣቶ ሳምሶም ብርሃነ

ኣርእስቲ ተማቒልና ስለ ዘቕረብናን ኣነ ከኣ ምናልባት ዚያዳ ግዜ ስለ ዝወሰድኩ ካብ ዘቤታዊ ናብ ዞባዊ ጉዳያት ዘድሃብና ከይመስል፡፡ ኣብ ኤርትራ ኣብ ዝሓለፈ. ዕስራ ዓመት ግዚ.ፍ ብድሆ ይንበር እምበር ከምቲ ፕሮፌ. ኣብርሃም ዝበሎ እቲ ዝተዓመመ ቀሊ.ል ኣይኮነን፡፡ ብቐንዱ ከኣ ናብ ሱብ ዘተኮረ`ዩ ነይሩ፡፡ ትምህርቲ ካበይ ናበይ መጺኡ ኢ.ልና ብኣሃዝ ተሰንዩ ክቐርብ ይኽእል`ዩ፡፡ ኣብ ግዜ ናጽነት ዝነበረ ቁጽሪ ተማሃሮ ትሕቲ 200,000 ነይሩ ሕጂ ልዕሊ. 700,000 በጺ.ሑ ኣሎ፡፡ ቁጽሪ ኣብያተ ትምህርቲን፡ መምሃራንን ካልእ ንዋታዊን ክኢ.ላዊን ዓቕሚ እቲ ዓውዲ ብኡ መጠን ዓብዩ ኣሎ ማለት`ዩ፡፡ ኣብ ትምህርቲ ካብ መባእታ ክሳብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምርህቲ (ኮለጃትን ዩኒቨርሲቲን) ብናጻ ዝምህር ኣብዚ. ኣህጉር ኤርትራ ኢ.ያ ዝፈልጥ፡፡ ትምህርቲ ከኣ ሱብ`ዩ ዝሃንጽ፡፡

ኣብ መዳይ ጥዕና እንተመጺእና ከምቲ ቀዲሙ ዝተገልጸ ኤርትራ ነተን ናይ ጥዕና `ሽቶታት ልምዓት

ሚለንዩም` ቅድሚ ግዜ ዝወቕዐት ሃገር`ያ። ኣብ ጥዕና ዝተገብረ ወፍሪ`ውን ኣብ ሱብ ዝግበር ወፍሪ`ዩ። ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ከም ማይ፡ መጎዓዝያን ካልእን እንተ ኢልና`ውን ጠመትኡ ሓደን ሱብን እዩ። ካብይ ጀሚርካ ውጽኢት ናጻ ትምህርቲን ድጉም ማሕበራዊ ኣገልግሎታትን ኢና። ማሕበራዊ ፍትሒ ክበሃል ከሎ ምድልዳልን ምዕባይን ዜጋታት ኢዩ። እንተ`ኽኢልካ ቡቲ ዝያዳ ዝተወገነን ዕድል ዘይረ`ኸበን እናጀመርካ ናብቲ ዝሓሸ ትኣቱ፡ ኩሉም ከም ዝዓብዩ ድማ ትገብር። እቲ ዝተገብረ መጠን እቲ ንደልዮ ኣይ`ኹን እምበር ምስቲ ዝገጠመና ብድሆ ምስ እነጻጽሮ ቀሊል ኮይኑ ኣይንረ`ኽቦን።

ገለ እዋን ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ዝገጠመና ነገር ከማና ዝመስላ ሃገራት ምሓለፍኦ ዶ ኢልና ክንሓሱብ ኣድላዪ`ዩ። ዕስራ ዓመት ሕጹኖት ኣይነበረን፡ ብድሆ'ዩ ኔሩ፡ ኑቲ ብድሆ ዝወጽአ ድማ ሱብ'ዩ። ሱብ ካብ ኤርትራ ን`ኽወጽእን ዓ`ቕሚ ምኽል`ኻልን ልምዓትን ኤርትራ ድማ ኩበቕዕ ብመደብ`ዩ ተሰሪሕሉ። ከም ንቡር ሰደት ብናይ ውሽጢ ድፍኢትን ናይ ግዳም ጻውዒትን እዩ ዝፍጸም። ኣብ ናይ ኤርትራ ኩነታት ን`ኽልቲኦም ኣዋሰቡ ዝኸደ መስርሕ'ዩ ኔሩ። ካቡቶም ኣብ 2012 ብዛዕባ ኤርትራ ብዊኪሊክስ ዝወጹ ሰነዳት ሓደ ሕ.መ.ኣመሪካ፡ ኤርትራ ክትቅጻዕ ከም እትደሊ እዚ ድማ ቁጠባ ብምቕታል ክ`ኸውን ከም ዝ`ኽእል`ዩ ዝሕብር። ብሓፈሻ ነዚ ንምስላጥ ጉዳይ ጎቦጣ ኢትዮጵያ ብበይን ኮሚሺን ዶብ ከም ዘይዓርፍ ተገይሩ፡ ሃዋሁ ኩናት ከም ዝቕጽል ተገይሩ፡ እዚ ድማ ብእወጅን ዘይእወጅን እገዳ ተደሪዑ። እዚ ሃገራዊ ጸጋ ኣብ ምኽል`ኻል ሃገር ክጽመድ፡ ቁጠባ ክንቀልቀል፡ ሸ`ቕለት-ኣልቦነት ክስዕርር፡ ከም ኣማራጺ ድማ እቲ መንእሰይ ካልእ ቦታ ክናዲ ተባሂሉ ዝተገብረ`ዩ። ኣብ ጉዳይ ኤርትራ እቲ ንስደት ዝደፍእ ኩነት`ውን በዚ ዝተጠ`ቕሰ ግዳማዊ ውጥን ዝተዋደደ`ዩ።

እዚ ድማ ብናይ ደገ ጻውዒት ከም ዝሰነ ተገይሩ። ባዕሉ ፕረዚደንት ኣመሪካ ነበር ባራክ ኦባማ ዜጋታት ኤርትራን ካብ ሰሜን ኮርያን ካብ ሃገሮም ኣብ ምውጻእ ስርዓቱ ክተሓባበር ምኽኑ ብወግዒ ምግላጹ እ`ኹል ዕድመ`ዩ። ኣብ ግዜ መግዛእትን ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነትን ኤርትራውያን ብቐሊሉ ዘይቕበላ ብርክት ዝበላ ሃገራት ኤውሮጳ፡ ንዜጋታት ብዙሓት ዝፈሸላ ሃገራት ዘይህባኦ ዑ`ቕባ ንኤርትራውያን ክህባ ጀሚረን። ከም ውጽኢቱ ካብ ኢትዮጵያውያን ጀሚርካ ዜጋታት ብዙሓት ሃገራት (ምዕራብ ኣፍሪቃውያን ከይተረፉ) ከም ኤርትራውያን ኑቲ ዕድል ክጥቀምሉ ጀሚሮም።

ናይ መወዳእታ ሽቶ እዚ መደብ፡ ኤርትራ ክትባድምን ን`ኸይትህሉን`ዩ። ካቡቶም ብውኪሊክስ ዝወጹ ጹብጻባት ኢትዮጵያ ኣፍደገ ባሕሪ ንምርካብ ከም እተዋግኦትን ከም ዝፈሸለትን ዝሕብሩ ኣለው። ብሓፈሻ እዚ መደብ ንኤርትራ ከቢድ ዋጋ`ኳ እንተ`ኽፈለ ተብዲሁን ተሳዒሩን`ዩ። ሕጂ ኩነት ሰላም ተቐልቂሉ፡ እገዳ ተኣልዩ ኣብ መስርሕ ድማ መልሕቓቱ ከውገድ`ዩ። ውሽጥና ንምህናጽ ዘንቀልናዮም መደባት ብዝሓሸ ዕድላት ይዓብዩ ኣሎ። ኣብ ሓደ መዓልቲ፡ ኣብ ሸሞንተ ወርሒ፡ ኣብ ዓመት ክመጽእ ዝኽእል መሰረታዊ ለውጢ የለን። እንተ`ኾነ ሎሚ ብዝሓሸ ክንበገስ ኣሎና፡ ሓይልና ከነሐድስ ኣለና፡ ሓያል ጽዓት እንፈጥረሉ ግዜ`ዩ። ቁጠባዊ ኩነታትና ብስራሕ ክ`ቕየር`ዩ፡ ዕቑር ዓ`ቕምና ንኤርትራውያን ጥራይ ዘይኮነ ን`ኻልኦት ዜጋታት`ውን ሸ`ቕለት ክፈጥር ዝኽእል እዩ። ኣብ ሰደት ዘለዉ ኤርትራውያን ክምለሱ ይደልዩ`ዮም። ኣብ'ዚ ሰራሕናን ርሂጽናን ብእንፈጥሮ ሃዋህው ኤርትራውያን ጥራይ ዘይኮኑስ ኣህጉራውያን ኣውፈርቲው`ን ክስሕብ`ዩ።

ሳምሶም የሃንስ ኣብዚ ንጉበሮ ዘለና ጽምዶታት እንታይ ውሕስነት ኣለና ኢሉ ነይሩ። ከም እንፈልጦ ሕጂ`ውን ውሕስነት ዝህበና የለን፡ ባዕላትና እንፈጥሮ`ዩ። ሰላም ክቕጽል ድዩ ኣይክ`ቕጽልን'ዩ፡ ናትና ሓይሊ ወሳኒ ግደ ክህልዎ'ዩ። ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ውሕስነት ዝሃበና ኣካል የለን፡ ብሕጂ'ውን ከም ቀደምና ንሕና ኢና ውሕስነት ንፈጥር። እንተ`ኾነ ምሸራ`ኽን ጽምዶን ከኣ ኣካል ውሕስነትና`የም። ን`ኺድ ን`ሻረ`ኽ፡ ብዙሕ እዋን ድሕሪ ኩናት ሽርክነት ኩበገስ እንክሎ፡ ኣቡቲ ከም ኣብኑት ዘቕረብናዮ ጉዳይ ኤውሮጳ`ውን ከይተረፈ፡ ኣይከውንን`ዩ ዝብሉ ኣለው። ኣብ መንጎ ጃፓን ቻይናን፡ ጃፓንን ኮርያን፡ ጀርመንን ፈረንሳን ወዘተን ናብ ከምዚ ንርእዮ ዘለና ደረጃ ዝበጽሐ ሽርክነት ክምስረት እንተ ተ`ኻኢሉ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ካልኦት ሃገራት እዚ ዞባን ክፍጠር ዘይክእል ነገር የለን።

ጴጥሮስ መንግስ

ኣሕጽር ኣቢልኩም ክትትንክፍወን ዝግባእ ዝተላዕላ ነጥብታት ኣለዋ። ሓንቲ ንኤርትራውያን ኮነ ናይ ደገ ኣውፈርቲ ንምእንጋድ እንታይ ዝተገብረ ምድላዋት ኣሎ ትብል`ያ። ካልኣይቲ፡ ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን እንታይ ክንጽበ ን`ኽእል ትብል'ያ። ፕሮፌ. ኣብርሃም፦

ፕሮፌ. ኣብርሃም፡

ወራር ወያነ ምስ መጸ ኑቲ ዝተበገሰ ወፍሪ ኮሊፍዎ። ጉዳይ ሰላም ኣብ ሃዋሁው ወፍሪ ጽልዋ ስለ ዘለዎ ዝሓለፍናዮ ኩነታት ብእኡ ዝግለጽ`ዩ። ሕጂ`ውን ኂኂ እቲ ክግበር ዝ`ኽእል ወፍሪ፡ ምውዳድ ወፍሪ ዘተባብዕ መሰረታዊ ትሕተ-`ቕርጺ ክ`ቕጽል ኣለዎ። እ`ኹል ትሕተ `ቕርጺ ማይ፡ መራ`ኸቢታት፡ ጽዓት፡ ዓ`ቕሚ ሱብን ካልእን ብዘግባእ ከይተዋደደ ሓያል ወፍሪ ምግባር ዝከኣል ኣይኮነን። እዚ ኣቲናዮ ዘለና እዋን እምበኣር ኩሉ ንምግባር ኣተሰፋዊ`ዩ። ኤርትራውያን ኣይኮነን ኣብ ሃገሮም ኣብ ካልእ`ውን ዕዉታት ስለ ዝኾኑ ዓብዩ ምብርባር

ናይ ምፍጣር ተኽእሎ ኣብ ቅድሚና`ዩ ዘሎ።

## ካልኣይ እብረ ሕቶን ርእይቶን

**ጴጥሮስ፡**

ሕራይ የቐንየልና፡ ካልኣይ ዙርያ ሕቶታት ክንቅጽል።

**ፍዮሪ ተስፉ**

ኣብ ቁጠባ ኣባይቲ ኣገዳሲ`ዩ። ሕቶይ እምበኣር ኣብ ዝሓለፉ 30 ዓመታት ንኣባይቲ ብዝምልከት እንታይ ተገይሩ? ኣብ ቀረባ ዝመጽእ ከ እንታይ ኣሎ? ካልኣይቲ ሕቶይ፡ ዝተመረቑ መንእሰያት ኣብ ናይ መንግስቲ ትካላት ኣለዉ። ብዙሓት መንእሰያት ከኣ ካብ ኮለጃት ደገ ከይዶም ኣለዉ። እዚኦም ክመጽኡ ተሰፋና'ዩ። እቲ ክመጽእ እንጽበዮ ክሳብ ክንደይ'ዩ ንዘለና ጠለብ ሸቐለት ከማልእ ዝኽእል?

**ሱብለ ኤፍሬም**

እዚ ናይ ሰላም ክነልዕሎ ዘምሰና ኣብ ቍጠባ ዘተኩረ'ዩ ሙብዛሕትኡ። ኣነ ኣብ ሓንቲ ካብተን ሰላም ኣብ ካልኦት ሃገራት ኣየርብሓናን'ዩ ዝብላ ሃገራት'የ ዝነብር። ንዓኣተን ሰላም እንተተረኺቡ ስራሕ ተወዲኡ ማለት'ዩ። ብኣይከኑናት ኣይሰላም ንሓንቲ ሃገር ኣብ ሰንፈላል ምሓዝ ሓደ መሳርሒ`ዩ። እገዳ ንገዛእ ርእሱ ንኩኑተ ኣይሰላም-ኣይኩናት ዝሕግዝ መሳርሒ`ዩ። ንሳቶም ኩሎም ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተነበረ እገዳ ኣልዒልናያ ኢሎም ተኣኪቦም። እንተኾነ እቲ እገዳ ምሉእ ብምሉእ ተላዒሉ ዘሎ ኰይኑ ኣይሰምዓንን። ምኽንያቱ፡ ባንክታት ዓለም ንመስርሕ ምስግጋር ገንዘብ ናብ ባንክታት ኣየሳልጣን`የን ዘለዋ። ብኻልእ ወገን'ውን ሰብኣዊ መሰላት`ውን ሓደ ካልእ መሳርሒኦም'ዩ። እገዳ ክለዓል







ከሎ ቀልጢፉ እቲ ጸቕጥታት ቀልጢፉ ኣይለዓልን`ዩ። እዚ ዘቐረብኩዎ ርእይቶይ እዩ።

ናብ ሕቶይ ምስ ዝኣቱ። ሽቶታት ልምዓት ሚለንዩም (MDG) ንዕኦም ብዝዋዕም የዳልውዎ እምበር ንሕና ተዓዊትናሉ ኢና። ብድሕሪኡ ግን ዘላቒ ሽቶታት ልምዓት (SDG) ተባሂሉ ጀሚሩ ኣሎ። ኣብዚ ኤርትራ እንታይ ትገብር ኣላ?

**ሳሙኤል ኣሚነ**

ክልተኣዊ ምትሕግጋዝን ቍጠባዊ ውህደትን ኢልና ክንዛረበሉ ጸኒሕና። ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ግን ብርግጽ ብድህሆታት ኣለዉ። ሓደ ካብኡ ከም ግብረ ሽበራ ዝኣመሰለ ጸጥታዊ ብድሆታት'ዩ። ከምኡ'ውን ከም መንግስታት ሶማል፡ ደቡብ ሱዳንን ሱዳንን ኣብ ሕንፍሽፍሽ ዘለዉ`ዮም። ኣብ'ዚ ናትና'ውን ዘይብቑዕነት ምሕደራ ኣብ ዘለወሉ ኩነታት እዚ ቍጠባዊ ውህደት፡ ኪኖ ጽቡቕ ድሌትን ሃልኪ ህዝባዊ ርክባትን ኣብ ግብሪ ክትግበር ዝከኣል ድዩ?

ካልኣይቲ ሕቶይ፡ ኣብ መንጎ ሃገራት ብኣፍሪቃ ብሓፈሻ ብፍላይ ከኣ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ መንጎ ዝተፈላለየ መስርሕ ናይ ቍጠባ ዘለወን ሃገራት ክሳብ ክንደይ ርትዓዊ ዝኾነ ቍጠባዊ ውህደት ክፍጠር ይኽእል?

**ምሉእብርሃን ሃብታይ**

ኤርትራ ምስ ኣመጻጽኣኣ ከምዚ ሳምሶም ክገልጾ ዝጸንሐ ናታ ናይ ማሕበራዊ ፍትሒ መትከል ኣለዋ። ምናልባት ንማሕበራዊ ፍትሒ ዝኸውን ኣብ ናይ መኹተ እዋን ዘጥረየቶ ሓደ ባህሪ ይህልዋ ይኸውን። እዚ ሰላም ዘምጽኦ ናይ ቍጠባ ዕድላት ክፍጠር ይከኣል ይኸውን። ሓዲሽ ናይ ስርዓት ቍጠባ ክፍጠር ከሎ፡ ኑቲ ኤርትራ ዝተፈጥረትሉ ማሕበራዊ ኩብሪ ናይቲ ሕብረተሰብ ክቐትሎ ይኽእል'ዩ፡ ወይ ድማ እቲ ናተይ ኩብርታተይ ይሕሸኒ ኢላ ናብዚ ሓድሽ መድረኽ ንምእታው ክትፈርሕ ትኽእል እያ። ኣብ ጃፓን ብዙሕ ግዜ ተዓዊቶምሉ ዝበሃል ንሱ`ዩ። ማሕበራዊ ሂውቶም ምስ'ቲ ዝፍጠር ቍጠባዊ ህይወት ከም ዝጸዋወር ገይሮም ይኸዱ። ኤርትራ ኸ ክትገብሮ ትኽእል ዶ?

**ስሙ ዘይጠቐሰ፡**

ናይ ደገ ወፍሪ ሕጂ ይመጽእ ኣሎ ይብሃል ኣሎ። ብመንእሰይ እቲ ምድላው ከድሊ`ዩ። ብደረጃ መንግስቲ ድማ ናይ ደገ ወፍሪ ክመጽእ እንከሎ ዘድሊ ፋይናንሳዊ ስርዓት ኣሎ። ናይ ባንክታት ስርዓትና ከመይ ክኸውን`ዩ?







ካልኣይቲ፡ ቀኑብ ተመኩሮ ክኸውና እቲ ዞባዊ ሽርክነት ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ካብ'ቶም ናይ ኤውሮጳውያን ብዝተፈልየ ኣብ ከምዚ ናትና ናይ ምዕራብ ኣፍሪቃ፡ ምብራቕ ኣፍሪቃ ክትብል ከለኻ ብደገ ዝመጽእ ጾቕጢ ብዙሕ`ዩ። ዓዲ እንግሊዝ`ውን ሕጂ ካብቲ ሕብረት ትወጽእ ኣላ። እዚ እንተዝግለጽ ኣብቲ ናትና ዘሎ ክብደት ክንርዳእን ክንዳለወሉን ምሓገዘ እብል?

**ፍጹም ጉብረሚካኤል** (ካብ ኦክላንድ ካሊፎርንያ)

ነዚ ዕድል ምርካብይ ሕጉስ'የ። ኣብ ደገ ብዙሓት ኤርትራውያን ከምዚ ሕጂ ክትብልዎ ዝጸናሕኩም ነዛ ዓዲ ዝጥምትዋ ኣብ ሃገሮም ከውፍሩ ዝደልዩ ንፉዓት ነጋዶ ኣለዉ። ነዞም ሰባት እዚኣቶም ክንከስቦም እንተደ ኰይንና ብዝኸኣለኩም መጠን ምስ ዝምልከቶም ኣካላት ተላዚብኩም ኣብ ቀረባ ግዜ ስሩዕ ዝኾነ ቁምነገር ዘለዎ ጽሑፍ ደዩ ወይ መግለጺ ክመጽእ ብትሕትና እሓትት። ምኽንያቱ ብዙሓት ሃብታማት ኤርትራውያን እንተልዩምና፡ ከም ዘለውና እፈልጥ`የ፡ እዞም ሰባት እዚኣቶም ሓደ ን50 መንእሰያት ናይ ስራሕ ዕድል እንተፈጢሩ ኣሽሓት መንእሰያት ናይ ስራሕ ዕድል ክረኽቡ`ዮም። ስለዚ እዚኣ ብዝኸኣለኩም እቲ ዕድል ቀልጢፉ ከም ዝፍጠር እንተትገሩ ጽቡቕ ነይሩ። የቐንየለይ።

## መልሲ ካልኣይ እብረ ሕቶን ርእይቶን

### ጴጥሮስ መንግስ

ክንዛረቦም መስለኒ፡ ብመን ክንጅምር፡ ሳምሶን ብኣኻዱ ክንጅምር፡ እተን ኣህጉራዊ ጉዳያት ስለዘለዋ። ገሊኡ ድሮ ዝተመለሰ ኰይኑ እስምዓኒ፡ ግን.....።

### ሳምሶም ብርሃ

ኣነ ገለ ሰባት ስግኣት ከም ዘለዎም እረኣየኒ ኣሎ። እንተኾነ ከም ንብር ክውሰድ ዘለዎ እመስለኒ። እቲ ራእይ'ዩ ዝመርሕ። ቀዲምና ከም ዝገለጽናዮ ራእዩ ኤርትራ ኣብዚ ዛዕባ`ዚ ንጹር`ዩ። ዘይከኣል ከኣ ኣይኮነን፡ ኣብቶም ቀዲምና ዝጠቐስናዮም ኣብነታት ካልኦት ሃገራት ኩሉ ከም ዝከኣል ርኢና ኢና። እቲ ምትሕግጋዝን ውህደትን ደረጃታት ኣለዎ። ገሊኦም ኣብ ናጻ ምንቅስቓስ

> **"ካብ ዘለና ባህርያዊ ጽሒይን ንፋስን`ኳ ጽዓት ኣመንጪና ኢንዳስትሪ ክንድርኽ ዓቢ ተኽእሎ`ዩ ዘለና።"**
>
> ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳነ

ነገራት ይድረቱ፡ ገሊኦም ናብ ናይ ሓባር ዕዳጋ ይድይቡ፡ ገሊኦም ከኣ ክሳብ ናብ ፖለቲካዊ ውህደት ይኸዱ። ኣብ ዝኾነ ደረጃ ጠጠው ክበሃል ይከኣል`ዩ። ከምቲ ቀዲሙ ዝተጠቕሰ ኣድላይነት ዞባዊ ውህደት ስለ ዘየካትዕ ኣበየ ኩርናዑ ዝተፈላለዩ ውድባውያን ውህደታት ይኸዱ ኣለዉ። ከም እቲ ናይ `ቀርኒ ኣፍሪቃ ኮም` ተባሂሉ ዝፍለጥ ንሃገራት ኬንያ፡ ዩጋንዳን ታንዛንያን ዝሓቖፈ ውህደት ብዙሕ ዝሰጎመ ኣለዉ። ናይ ሰባት፡ ንብረት፡ ኣገልግሎታት ኮነ ባጤራ ምንቅስቓስ ኣዋዲዶም`ሲ ንኻልእ ክመጣጠሩ ይህቅኑ ኣለዉ። እዚ ኣብ ቀረባና ዘሎ ኣብነት`ዩ።

በዚ ለውጢ ግን ድሮ ኣብዚ 20 ዓመት ዘይከኣል ዝከበረ ነገራት ጀሚሮም ኣለዉ`ዮም። ድሮ መንገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ንኣስመራን መቓድሾን በረራ ጀሚሩስ ዜጋታት ብዙሓት ሃገራት ድማ ተጠቂምተ ኮይኖም ኣለዉ። ወደባትና`ውን ጽባሕ ኣብ ኣገልግሎት ጎረባብትና ክውዕላን ንሽቕለት ሓዊስካ ብዙሕ ረብሓ ከምጽኣልናን`የን። ብዙሕ ዝከኣል ኣሎ። ብድሆታት`ውን ክህልዉ'ዮም፡ እንተኾነ እቲ ፍታሓትን ሽርክነታትን እናዓበለለ ክኸይድ ከድሊ`ዩ። ኩሎም እዞም ኣብ ዓለም ክንገልጾም እንኽእል ቁጠባዊ ውህደታት ብዘይ ብድሆ ዝዓበዩ ኣይኮኑን።

እዚ ናይ እንግሊዝ `ብረግዚት` ዝብልዎ ጉዳይ መዛረቢ ኮይኑ ዘሎ`ዩ። ሃገረ እንግሊዝ ገና ወዲኣ ኣይወጸትን፡ ክትወጽእ ድያ ብጣዕሳ ክትምለስ`ውን ኣብ ቀጻሊ ዝርአ`ዩ። እንተኾነ፡ ዋላ እንተወጺኣ`ውን ቀጻሊ ጉዕዞኣ ምስቲ ሕብረት ምሸራኽን ምዝማድን`ዩ። ብዘይ ንግድ፡ ብዘይ ምንቅስቓስ ሰባት፡ ባጤራን ኣገልግሎታትን ዝኸውን ነገር ኣይክህሉን`ዩ።

እንግሊዝ ብጆግራፍ ደሴት`ኳ እንተኾነት፡ ኣብ ጉዳይ ረብሓ፡ ደሴት ኮይና ኣይትፈልጥን።

### ዶ/ር መልኣከ

ኣብ ርእሲ`ዛ ዝተባህለት ንእሽተይ ክውሰኾ፡ ኣብዚ ዞባ ሓደ ሓቂ ተፈጢሩ ኣሎ። እዚ ዞባ መሰረታዊ ለውጢ ገይሩ (shift of paradigm) ኣሎ። እዚ ዞባ ካብ ማእከል ጎንጺ ናብ ሰላም ገጹ ይኸይድ ኣሎ። እዚ ናይ ኣተሓሳባ ለውጢ`ዩ። ከምዚ ዓይነት ሃዋህው ንዓና ብእወታ ከም ዝጸልወና፡ ወፍሪ ክመጸና ከም ዝሕግዘ፡ ስራሕ ከም ዝፈጥር ፍሉጥ`ዩ። ዋና ነገር ምድላው ጥራይ እዩ። እቲ ዳይናሚዝም ምስ ግብራውነት ዝኸይድ`ዩ። እዚ ኣብ ዝሓለፈ እዋናት ኣብዚ ዞባ ዝነበረ ኩነታት ናቱ ሓድጊ የብሉን ማለት ኣይኮነን። እንተኾነ ንጹር ድሌት ንሓባራዊ ስራሕን ረብሓን መጺኡ ስለዘሎ፡ ከመይ ገይርና ናብ ጥቅምና ነውዕሎ ናትና መንፍዓት ዝውስኖ`ዩ።

### ጴጥሮስ መንግስ

ዝተፈላለየ ፖሊሲን ደረጃ ናይ ቁጠባ ባህሊ ዘለወን ሃገራት ክወሃሃዳ ይኽእላ ዶ ትብል ዘይተመለሰት ሕቶ ነይራ። ከመይ'ዩ ክወሃሃድ ዝኽእል? ዶክተር መልኣኸ።

### ዶክተር መልኣከ

እንታይ'ዩ ዘመስለኒ፡ ነፍሲወከፍ ሃገር ናታ ፖሊሲ ኩተውጽእ ናጻ'ያ። ስለዚ፡ ኣብ ፖሊሲ ዝትንክፍ ኣይመስለንን። ኣናቶም ዝተፈላለየ ፖሊሲታት ዘለዎም ግን፡ ናይ ንግድን ወፍርን ምትሕብባር ዝገብራ ሃገራት ርኢና ኣለና። ኣብ ብዙሕ መዳያት ነንበይኑ ፖሊሲ ዘለወን ኣብ ዓለም ዝለዓለ ንግዲ ዘካይዳ ሃገራት ቻይናን ኣመሪካን ኣለዋና። ስለዚ ፖሊሲኻ ዝጸሉ ፖሊሲኻ ዘቅይር ኣይኮነን፡ ነፍሲወከፍ ሃገር ንህዝባ ዝጠቅም ኩተውጽእ ናጻ'ያ።



### ፕሮፌሰር ኣብርሃም

ናብ ተሞክሮና ተመሊሰ ገለ ክምልእ። ምስ ካልኦት ሃገራት ምትሕብባር ወይ ምስራሕ ቀሊል ኣይኮነን። ምኽንያቱ ከምቲ ዶክተር መልኣከ ዝበሎ ነፍስወከፍ ሃገር ንገዛእ ጥቅማ ኢላ ኢያ ትሰርሕ። ኣብ ከምዚ ኩነታት ሓቢርካ ትኸስረሉ ወይ ሓደ ከሲሩ ሓደ ዝረብሓሉ (zero sum game) ዘይኮነስ ክልቲኻ ትረብሓሉ (win-win) ባይታ ምፍጣር የድሊ`ዩ። ሕማቕ ኣጋጣሚ ኮይኑ ግን ኣብ ኢትዮጵያ ቅድሚ ወራር ኩሉ ምስ ኤርትራ ዝገበር ስምምዕ ንጥቅሚ ኤርትራ እምበር ንጥቅሚ ክልቲአን ሃገራት ኣይኮነን ዝብል ኣመለኻኸታ ነይሩዎም። ናይ ሕጂ ኣረኣእያ ካልእን ቅኑዕን`ዩ፣ እቲ ዶክተር መልኣከ ዝጠቐሶ ለውጢ እምበኣር፡ ሓቢርና ንዕበን ረብሓና ነዋስበን ዝብል ሓሳብ ይነቅል ምህላዉ`ዩ።

ናብታ እዚ ካብ ኦክላንድ ካሊፎርንያ ዝመጽአ ዜጋ ንሓበሬታ ኣመልኪቱ ዘልዓላ ነጥቢ ክሰግር። ጥቕሚ ሓበሬታ ኩላትና ንፈልጦ ኢና። ኣብ ውግእ፡ ኣብ ልምዓት፡ ቁጠባ፡ ንግድ፡ ውድድር ኮታ ኩሉ ዓውዲ ሓበሬታ ኣገዳሲ`ዩ። ጽፉፍ ሓበሬታ ምህላው ናይ ምዕባለ ምልክት'ዩ። ዘይማዕበላ ሃገራት ጽሩይን ምሉእን ሓበሬታ ክህባ ተኽእሎ የብለንን። ስለ ዝኾነ ሓደ ርእሰ-ማሉ ክውፍር ዝደሊ ሰብ ናይ ክሳራ ተኽእሎ`ውን ኣብ ቅድሚኡ ስለዘሎ፡ ባዕሉ ዳህሳስ ክገብር ኣገዳሲ`ዩ። ባዕሉ ብኣካል ርእዩን ዳህሲሱን ዝወሰዶ ውሳነ'ዩ ዘላቒ ውጽኢት ዝረክብ፡ እዚ ይኹን እምበር፡ ባዕልኻ መጽናዕትን ዳህሳስን ዘይወሰኽካሉ ጉዳይ ኪጋጥመካ`ውን ይኽእል`ዩ።

ሕጂ ናብ'ታ ሓቡትና ሱበለ ዘምጽኣታ - ሰላም ኣየርብሓናን ዝብሉ

> 20 ዓመታት ንኤርትራ ንምንብርካኽን ምሕካኽን ዝተሰርሐ ውጥን ብኣንጻሩ ንኤርትራ ኣጽኒዑ፣ ነተን ካብ ሓባራዊ ሸርክነት ክረብሓ ዝግብአን ዝነበራ ሃገራት`ዚ ዞባ ግን ናብ ዝበኣሰ ሓደጋ ኣእትዩወን።
>
> ኣቶ ሳምሶም ብርሃነ

ኣካላት ኣለዉ. እትብል ሓሳብ ክኸይድ። ረብሓ ብዙሕ መኣዝን ስለዘለዎ ሰላም ንረብሕኦም ዝዓጽወሎም`ውን ኣይክሰኣኑን`የም። ፈላስፋ ኣሪስቶትል ከምዝሓበሮ፡ ንኣብነት፥ መንግስቲ ስራሕ ዘይብሉ ዘወን ዝብል መንእሰይ እንተበዚሕዎ ምስ ጎረቤቱ ውግእ ምጅማር ይርእ`ዩ። ከምዚ ጎረቤትና ዝገበርዎ፡ ኤርትራ ትብሃል ጸላኢት ኣላትና ኢሎም ምሂዞም ኵናት ዝጀመረዎ ክግበር ትርኢ ኢኻ። ማለት ውግኣት ዝተፈላለዩ ዕላማታት ከበግሶም ይኽእል`ዩ። እንታይ ስራሕ ይፈጥረልና ይኸውን ብማለት። ቡቲ 'ጃምላ ሃገራዊ እቶት (Gross National Product) ዝበሃል መለክዒ እንተርኢና፡ ውግእ ሸቅለት ዝፈጥረሉን ንቑጠባ ከዕብዩሉ ዘኽእለሉ ኩነታት ኣሎ። እዚ ከም ሃገራት ምዕራብ ኤውሮጳ ወይ ኣመሪካ እንተኾይንካ`ዩ። ኣመሪካ ሃገራት ኤውሮጳ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ኵናት ዓለም ክዋግኣ እንከለዋ ዝኸሰበት ሃገር`ያ። ሓጺን፣ ኣጽዋር ወዘተ. ንኤሮጳውያን ሸይጣትሎም ከሲብ`ያ። እቲ ሕቶ መን'ዩ ዝዋጋእ? ኣበይ ኢኻ 'ኸ ክትዋጋእ? ዝብል`ዩ። እቲ ውግእ ኣብ ኤርትራ እንተኾይኑ ኤርትራ'ያ ትህሰ። ከይማዕበልካ ከሎኻ ኣብ ኩናት እትኣቱ እንተኾይንካን እንተተገዲድካን ካብ`ቲ ህዝቢ ዘበልያን ዘሰትዩን መንዚዕካ ኢኻ ክቡራት ኣጽዋር ከተእቱ። እዚ ሳዕቤኑ ብዙሕ`ዩ። ናይ ኩናት ኣጽዋር ንዘፍሪ ሃገር ግን ፋብሪካታቱ የበራብር፡ ይሸይጥ፡ ኣብ ቁጠባኡ ድማ ይውሰኽ።

ብሓፈሻ ሰላም ዘርብሕ`ኳ እንተኾነ፡ ከማና ንዘኣመሰላ ሃገራት ግን ዝያዳ`ዩ ዘርብሕ። ኣብ 1905 ኣብ ሃገራት ስካንድናቭያ ብፍላይ ኣብ መንጎ ኖርወይን ሽወደንን ዝነበረ ኩነታት ነዚ ናትና ዝመስል`ዩ ነይሩ። ኖርወጃውያን ናጽነቶም ደልዮም፡ ንናጽነት ኣብ ዝተኻየደ ረፈረንዱም ድማ ኣስታት 98% ንናጽነት ኣድማጺዖም። ኣብ መወዳእታ ድማ ሽወደንን ኖርወይን ንዴንማርክን ፊላንድን ወሲኽን ውዕል ሰላምን ቁጠባዊ ውህደትን "ኖርዲክ" ፈሪመን። ከምዛ ኣብ ሓምለ 2018 ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ኣስመራ ዝተፈረመት ማለት'ዩ። ንሳቶም ኩነተ ውግእ ከብቅዕ ሃዋህው ሰላምን ውህደትን ክሰፍን ተሰማሚዖም። ልኡላውነቶም እናተኸባበሩ ብሓባር ሰሪሖም፡ እንሆ ድማ ኣብ ዓለም ዝጥቀስ ሰላም፡ ደረጃ መነባብሮን ቁጠባን ሃኒጾም ይመርሑ።

ኤርትራን ኢትዮጵያን ይሕወሳ ኣለዋ ኢሎም ዝኣምኑ ወይ ከእምኑ ዝፍትኑ ኣለዉ። ንናጽነት ኢና ተቓሊስናን ተሰዊእናን። ኣብዚ ንዋጋእሉ ነገር የልቦን። ግን ከኣ ናጽነት ትርጉም ዝህልዎ ሰላምን ኣብ መነባብሮ ህዝቢ ራህዋ ዝፈጥር ቁጠባ ምስ እንሃንጽ እዩ። እቲ ሽርክነት፡ ጽምዶን ምውህሃድን ምስ ኩለን ጎረባብትና ድማ ነዚ ዕላማ`ዚ ንምውቃዕ`ዩ ዝጠቕመና። የቐንየልይ።

## ጴጥሮስ መንግስ

ክልተ ተሓቲተን ዘይተላዕላ ነጥብታት ኣለዋ። ሓንቲ ኤርትራ `ዘላቒ ሸቶታት ልምዓት` (sustainabl development goals) ንምዕዋት እንታይ ትገብር ኣላ? ካልኣይቲ ድማ ምዕቡላት ሃገራት ጸጋታት ወሲደን ይምዝምዛ'የን'ሞ ነዚ'ውን እንታይ ተዳሊናሉ ኣለና ዝብላ`የን።

## ፕሮፌሰር ኣብርሃም

ከም እትፈልጥዎ ኤርትራ ኣብ ምትግባር `ሸቶታት ልምዓት ሚለንዩም`(MDG) ኑተን ቀንዲ ሸቶታት ጥዕና ካብ ዘዐወታ ሃገራት ኣፍሪቃ`ያ። ኣብተን ንጥዕና ዝምልከታ ሸቶታት ድማ ቅድሚ ዝተመደበላ ግዜ ብምውቃዓ ከም ኣብነት እተጠቕሰት ሃገር`ያ። ኣብዚ መዳይ`ዚ ልዕሊ ወይ ማዕረ`ተን ንነዊሕ ዓመታት ሰላም ዝነበራ ሃገራት`ያ ተዓዊታ። ሸቶታት ጥዕና ሚልየኒዩም ዝያዳ ኣብ ተመሓላለፍቲን ክውገዱ ዝኽእሉን ሕማማት፡ ከም ምቕናስ መጠን ሞት ኣዴታት ኣብ ግዜ ሕርሲ፣ መጠን ሞት ህጻናት ኣብ ሕርስን፣ ከም ቲቢ፣ ዓሶን ኤች.ኣይ.ቪ. ኤይድስን ዝኣመሰሉ ተመሓላለፍቲ ሕማማት ዘተኮረ`ዩ ነይሩ። ብሸቶታት ልምዓት ሚልዮንዩም ዝተቐመጡ ገለ ዕላማታት ኢና ሃሪምና`ምበር እቲ ስራሕ ወዲእናዮ ማለት ኣይኮነን።

ካብ 2015 ክሳብ 2030 ድማ `ዘላቒ ሸቶታት ልምዓት` (SDG) ክትግበር ተባሂሉ ኣሎ። እዚ እንታይ ማለት`ዩ ኑቲ ሙብዛሕትኡ ኣብ 15 ዓመታት ዕድመ ሸቶታት ልምዓት ሚልዮኒዩም ዘይወዳእናዮ ክንውድኦ ከኽእለና`ዩ። ሸቶታት ልምዓት ሚለንዩም ሸሞንተ እዮም ነይሮም። `ዘላቒ ሸቶታት ልምዓት ግን 17 ሸቶታት ሓቑፉ`ዩ ተበጊሱ ዘሎ። እዞም 17 ሸቶታት ዳርጋ ንኹሎም ጽላታት ይትንክፍዎም`የም። ክሳብ 147 ዝበጽሓ ዕላማታት (tar-



gets) ድማ ኣለዎም። ንሕና ከም ሃገር ዝዀነ ሸቶታት ንምውቃዕ ኢልና እነበግሶ ፍሉይ መደብ የልቦን። እንታይ ድኣ ኑቶም ኣብ ግዜ ቃልሲ ኣትሒዞም ዝነበሩና መደባት ልምዓት፡ ናብ ፖሊሲታት ኣማዕቢልና ኢና ክንሰርሓሎም ጸኒሕናንን ዘለናን። እቶም ናይ ገዛእ ርእስና መደባትን እቶም ኣብ ሸቶታት ልምዓት ሚለንዩም ኮነ ዘለኞቲ ሸቶታት ልምዓት ዘለዉ መደባት ዳርጋ ሓደ እዮም። እዚ ማለት፡ ናትና መደባት ክንፍጽም እንከለና፡ ኑቶም ብደረጃ ዓለም እተለለዩ ሸቶታት`ውን ንፍጽም ኣለና ማለት`ዩ። እዚ ኣብ መንጎ መደባትናን እቶም ሸቶታት ዓለምን ዘሎ ዝምድና እምበኣር`ዩ ቀዲሙ ዘዐውተናን ብሕጂ`ውን ከም እንዕውት እምነት ዝህበናን።

> **"ሕጂ እቲ ሕቶ ንሕና ስራሕ ክንስእን ዘይኰነስ፡ ነቲ ስራሕ ክንገጥሞ ዲና? ክንክእሎ ዲና? ዝኸውን እመስለኒ። ምኽንያቱ ኣብ ኲሉ ናይ ወፍሪ ጽላት ዝመጽእ ዘሎ ሰፊሕ ዕድላት መንእሰይ ብቐዳምነት ክዋሰኦ ዘኽእል`ዩ።"**
>
> ፕሮፌሰር ኣብርሃም ኪዳነ

**ጴጥሮስ መንግሱ፡**

ሕራይ የቐንየልና ፕሮፌሰር፡ ናብ ሳምሶን ክንሰግር፡

ሳምሶም፡

ኣብ'ዛ ናይ ሰላም ዝበሃል ብዙሕ ሰብ 'ሓበሬታ' ይብል'ዩ። ከምቲ ፕሮፌሰር ትንክፍ ዘበሎ ገለ ሰብ ጸቢብ ረቡሓ ኸኣ ኣብዚ መስርሕ ሰላም ምጥርጣር ክፈጥሩ ይደልዩ ይኾኑ`የም። ንሓበሬታ ብዝምልከት ኑቶም ዝተኸተሙ ውዕላት ክንርኢ ኣገዳሲ`ዩ። እዞም ውዕላት ዳርጋ ብኹሎም ቋንቋታትናን ናይ ግዳምን ዝቐረቡ ብምዃኖም ሰብ ብዌጭብጢ ክርእዮምን ክምርምሮምን እዩ ዝግባእ። ዛጊት ኣርባዕተ ውዕላት፡ ማለት፡ ውዕል ኣስመራ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ውዕል ጅዳ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ስሉሳዊ ውዕል ኣስመራ ኣብ መንጎ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን ከምኡ`ውን ስምምዕ ጁባ ኣብ መንጎ ኤርትራ፡ ደቡብ ሱዳንን ኢትዮጵያን`የን። ብዘይካ`ዘን ውዕላት እዚኣተን ብዘየኾነት ትኹን ሃገር ዝተፈረመን ዝተገልጸን ካልእ ውዕል የልቦን። እዘን ውዕላት ቀዳማይ ሚኒስትር ኢትዮጵያ ንውዕል ኣልጀርስን ብይን ኮሚሽን ዶብን ብዘይ ቅድመ-ኩነት ክቕበል`የ ድሕሪ ምባሉ ዝመጻ እየን። ንሕና ካብ ፈለማ ስለ ዝተቐበልናዮ ዝኾነ ሓድሽ ነገር ኣይነበረን። እተን ቀዳሞት ክልተ ውዕላት ኩነት ኩናት ከም ዝበቅዐ፡ ውዕል ኣልጀርስ ድማ ክትግበር ምዃኑን የነጽራ። ውዕል ጅዳ ሓድሕድ ምኽባር ልኡላውነትን መሬታዊ ሓድነትን መበገሲ ኲሉ ነገር ምዃኑ ትሕብር። እቶም ስሉሳውያን ውዕላት`ውን ብተመሳሳሊ ንሓድሕድ ምኽባር ልኡላውነትን መሬታዊ ሓድነትን ኣኽቢሮም ዝተፈረሙ`የም። እዘን ኣርባዕተ ውዕላት እዘን ሃገራት ንሰላምን ቁጠባዊ ዕብየትን ብሽርክነትን ብወህደትን ክሰርሓ ምዃነን ይሕብራ። ነዚ ንምትግባር ድማ ኩለን ናይ ሓባር ኮሚተ እዘን ሃገራት ከም ዘቑማን ከም ዝግለግላን ይሕብራ። ካብዚ ንላዕሊ ጭቡጥ ሓበሬታ ክሳብ ሎሚ የለን። ብመቓን ግዜ እንተርኢናዮ`ውን ኣብዚ ሓጺር ግዜ ክንዮ`ዚ ኣብ ዝኸዱ ረቋቕቲ ውዕላትን ስምምዓትን ክበጽሕ ዝኽእል ኣይኮነን። ኣብ ንግድ፡ ስርዓት ክፍሊት፡ ኣገልግሎትን ወዘተን ዝግበሩ ውዕላት ዓቕሊ ብዝሓትት መስርሕ ዘተ ዝመጹን ገለ እዋን ከኣ ንዓመታት`ውን ክኸዱ ዝኽእሉን`የም። እዚኣ ዝጸቕጠላ ዘለኹ ንጉዳይ ሓበሬታ ብዝምልከት ሰብ ኑቶም ብወግዒ ዝተኸተሙን ብኽፉት ድማ ዝተገልጹን ሓበሬታት ዝያዳ ክምርምርን ካብቶም መሰረት ዘይብሎምን ንገለ ዕላማታት ድማ ዝጋውሑን ወረታት ድማ ክገላገልን ንምምኻር`ዩ።

**ጴጥሮስ መንግስ**

ስለቲ ዝተዋህበና መብርህን ተሳታፍነትን ንኹሉ ኣመስግን። ዝቐረቡ ሕቶታት ዳርጋ ተመሊሶም`የም፡ ዘይተመለሱ ድማ ኣብ ቀጻሊ ክምለሱ ተስፋ ንገብር።

ተፈጸመ



# መንእሰይ ኣብ ምስሳን ፖለቲካዊ ትውፊት

ኣብ ዞባና ተኸሲቱ ምስ ዘሎ ሓድሽ ምዕባለታት፣ ኑቶም ገና ኣብ ቅድመና ዘለዉ ብድሆታት ብዓወት እናሰገርና፣ ነዚ ብዓይነቱ ዝተፈልየ መድረኽ፣ ብብቕዓት ክንዋስኦን ናብ ረብሓና ክነውዕሎን፣ ብቕዳምነት፣ ነቲ ዝሓለፍናዮ ነዊሕ ጉዕዞ ክንጥምቶን ክንግምግሞን ኣገዳሲ እዩ። ኑብሰ ገምጋም ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት ዘዐወተና ብልጫታት ዓቂብና፣ ክህሉ ዝኽእል ድኻማት ፈዊስና፣ ብዝለዓለ ጥንካረ፣ መጻኢ ጉዕዞ ክንቕልስ ስለዝሕግዘ።

- ሰውራ ኤርትራ ብዘይዝኾነ ደገፍ፣ ምስ ሓያላት ተረባሪቡ፣ ናጽነት ኤርትራ ከረጋግጽ ዘኽኣሎ ምስጢር እንታይ'ዩ ነይሩ? እንተድኣ ኢልና፣ እቲ ረቒቕ ሓይሊ፣ ማለት ፖለቲካዊ ብቕዓት ተቓላሳይ ህዝብና እዩ ነይሩ። ሓይሊ ገንዘብ ኣይኮነ ሓይሊ ኣጽዋር።

- ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ኣብ ልዕለና ዝተፈተነ ወተሃደራዊ፣ ጸጥታዊ፣ ቁጠባዊ፣ ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያውን መልክዓት ዝሓበሮ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታትን ሽርሒታትን እውን፣ ሳላ'ቲ ኣብ ነዊሕ ቃልሲ ዝተሃንጸ ብዙሓት ሃገራት ክውንንኦ ዘይክኣላ ረቒቕ ሓይሊ፣ ሃገራዊ ጥምረትን ንቕሓትን ኢና፣ ብልዑል ተጻዋርነትን ተወፋይነትን ክንምክቶን ክንሰግሮን ክኢልና።

እዚ ረቒቕ ሓይሊ'ዚ እምበኣር፣ ካብ ገንዘብን ዝተራቐቐ ኣጽዋርን ንላዕሊ፣ ብሉጽ ህዝባዊ ዕጥቂ ምዃኑ ኣመስኪሩ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፣ ምስናይ ኩሉ ተጻብኦታት፣ ውሽጣዊ ጸጥታኡን ሰላሙን ዓቂቡ፣ ብርእሰ ተኣማንነት ክንዓዝዝ፣ ኑቶም ብዓቕሚ ኣዘዮም ጸብለል ዝብልዎ ሓይልታት ኣረብሪቡ፣ ወትሩ ዕዉት ኮይኑ ክወጽእን ወሳኒ ግደ ክጻወት ዝጸንሐ ድማ እዩ።

ናትና ታሪኽ ጥራይ ዘይኮነ፣ ናይ ካልኦት እውን ከምዘረጋግጾ፣ ኣብ እዋን ኩናት ይኹን ሰላም፣ ንሓይሊ ሓደ ሕብረተሰብ ዝውስኑ፣ ብዙሓት ረቛሒታት እኳ እንተለው፣ ኣይከም ፖለቲካዊ ብቕዓት። ዕዉት ህዝቢ፣ እቲ ጸግዒ ዘለዎ፣ ወይ ገዚፍ ሰብኣዊን ንዋታዊን ጸጋታት ዝውንን ዘይኮነ፣ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ኩበርታትን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓትን ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ድሕሪ ተሪር ፈተነ፣ ኣብ 2018 ዝተጓናጸፍናዮ ዓወት ከኣ፣ ነዚ ሓቂ'ዚ ደጊሙ ኣድሚቕዎ ኣሎ።

ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ንሓይልን ብቕዓትን ሃገርን ሕብረተሰብን ዝውስን ረቛሒ፣ ሰንኮፍ ሃገራዊ ጥምረትን ድኹም ፖለቲካዊ ብቕዓትን እቶም ቀንዲ ጠንቂ ውድቀት ሕብረተሰባት ምዃኖም ታሪኽ ዓለምና ደጋጊሙ ዘከጸሮን ሕጂ እውን ኣብ ዝተፈላለዩ ሕብረተሰባት እንዕዘቦ ዘሎና ኩነታት ዝምስክሮ ዘሎን እዩ። ሕብረተሰባት ብቐንዱ ብውሽጣዊ ዝርገትን ሰንፍናን እዮም ዝዓንዉ። ግዳማዊ ተጻብኦ ኩሉ ሳዕ ካልኣዊ እዩ። እዚ ሓቂ'ዚ ኣብ ዝኾነ እዋን ተቐይሩ ኣይፈልጥን። ንመጻኢ እውን ዝቕየር ኣይኮነን።

ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፣ ተረኽቡቲ ሃገር መንእሰያት፣ እቲ ቀንዲ ምስጢር ዓወትን ብርታዐን ህዝብና ዝኾነ ረቒቕ ሓይሊ፣ ማለት ፖለቲካዊ ብቕዓት ክንዕቅቦ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ ከነሰስኖ ከድልየና እዩ። ኣብዚ እንተኣማመኻሉ ጸጋ ድኻማት ክህሉ ኣይግባእን። በዚ መሰረት፦

- ፖለቲካዊ ርግኣት፣ ዘቤታዊ ሰላምን ጸጥታን፣ እቲ ቀንዲ መሰረት ምዕባለን ውሑስ ህይወትን ስለዝኾኑ፣ ኣገዳስነቱ ተገንዚብና ዝግባእ ኩበሪ ክንህቦን ክንዕቅቦን ከነደልድሎ ኣለና።

- ሓደ ካብ እንሕበኾሎም ጸጋታት ኣብ መንነ ዜጋታትናን፣ ኩሎም ክፋላት ሕብረተሰብናን ዘሎ ሓድነትን ስኒትን እዩ። እዚ ስልጡን ባህሊ'ዚ፣ ብቕኑዕ ፖለቲካዊ መስመርን ፖሊሲ ማሕበራዊ ፍትሒን ዝተኸሰከሰ እዩ። ወትሩ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕልዎን ክንድርዖን ድማ ይግባእ።

- ሓድሕድ ምኽባር፣ ምትሕግጋዝ፣ ተጻዋርነት፣ ዓቕልን ትዕግስቲን፣ ናይ ስራሕ ባህሊን ዲሲፕሊንን መሃዝነትን፣ ነቲ ጸንከር ግዜን ከቢድ ጸገማትን ክንሰግር ዘኽኣለና ባህርያት ኮይኑ፣ ከይብሕጎግን ከይዳኽመን ናብዮትና ከድልዮ እዩ።

- ዓቕሚ ህዝብና ዘራብሕ፣ ጥምረት መንእሰያትና ዘሰውድ፣ ሓያል ውዳበ ምህላው ወሳኒ ምዃኑ ታሪኽና ብዘየወላውል ኣረጋጊጽዎ እዩ። ስለዚ ድማ ፖለቲካዊ ስራሕን ውዳበታትን ምጥንኻር፣ ኩሉ ዓይነት ትምህርቲን ሞያዊ ስልጠናታትን ምስፋሕ፣ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ ኣበርቲዕካ ክድፍኣሉ ዘለዎ እዩ።

- ማዕረ ማዕሪ'ዚ፣ ሓበሬታ ናይ ምዝርጋሕ ዓቕሚ፣ መደባት ዜና፣ ባህልን ስፖርትን ስነጥበባትን ምሕያል፣ ሓባራዊ ኣመለኻኽታን ስኒትን ውህደትን ኣብ ምፍጣር ዘለዎ ግደ ዓቢ ብምዃኑ

ልዑል ኣቓልቦ ሂብካ ክስርሓሉ ዘለዎ እዩ።

- ውፉይ ሱታፌ ህዝቢ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት፡ ብቐንዱ ካብ እምነት ኣብ ዕላማን ፍትሓዊ ኣሰራርሓን እዩ ዝፍልፍል። ስለዚ ድማ ዝጸንሐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቂቡ ክቕጽል፡ ንጥፈታትን ኣወዳድባን ግንባር ክሕይል፡ ኣውራ ድማ ተራ መንእሰያት ምሁራትን ካድረታትን ክዓዝዝ፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ክሕይል የድሊ።

- ምስዚ ተኣሳሲሩ፡ ንሕብረተሰብ ብውሽጢ ዘቦኽብኹን እምነት ዘጥፍእን ምምሕዳራዊ ጉድለትን ዘይብቕዓትን ሃገራዊ ክብርታት ዘዕኑ ነውርታትን ብዘይንሕሰያ ክንቀል ይግባእ።

ክሳብ ሕጂ ኣብ ዝሓለፍናዮ ቡዳሂ መድረኽ፡ መሪሕን ወሳኒን ግደ ክጻወት ዝጸንሐ ናይ መንእሰያትና ንቕሓትን ካብኡ ዝመንጨወ ልዑል ሃገራውነትን እዩ። ሕጂ'ውን ግደ መንእሰያት ወትሩ ኣብ ቅድሚት ዝስርዕ እዩ። ስለዚ ድማ መንእሰያት፡ ንህልዊ ዓለማዊን ዞባዊን ኩነታት ብውድዓውነት እናንበብና፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ትኩርነትናን ከነበርኽ፡ ናብዚ መድረኽ'ዚ ዘብቅዓና ዕውት ማእዝን ዓቒብናን ኣማዕቢልናን፡ ኣብ ቅድመና ዘሎ ሰፊሕ ዕድላት ብብቕዓት ክንዋስኣሉን ክንረብሓሉን ድልዋት ክንከውን የድሊ።

ነዚ ንምግባር፡ ሓይሊ ህዝቢ ዝፈጠሮ ሓይሊ ህዝባዊ ግንባር፡ ሓይሊ ህዝባዊ ግንባር ዝወለዶ ሓይሊ መንግስቲ ኤርትራ፡ ብሓድሽ ጸዓት ክነሐድሶ ኣለና። ህዝባዊ ግንባር፡ ውጽኢት ነዊሕን ሕልኽላኽ ቃልሲን ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ካብ ተሞኩሮታቱ እናተማህረ ዘማዕበሎን ዝኸስከሶን ዝለዓለ ውዳበ እዩ። እዚ ነዊሕ ቃልሲን መሪር ተሞኩሮን ብምስጋር ዝተፈጥረ መሪሕ ውድብ'ዚ፡ ንኹሎም ደለይቲ ናጽነት ኤርትራውያን፡ ብዘይ ኣፈላላይ ብሄር፡ ሃይማኖት፡ ማሕበራዊ ቦታ፡ ጾታን ካልእ ፍልልያትን ሓባራዊ ናይ ቃልሲ መኣዲ ብምፍጣር፡ ኤርትራዊ ሃገራውነት ከምዝምዕብልን ከምዝድልድልን ብምግባር፡ ንኹሉ ጸቢብ ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒታት ዝሰገረ ሃገራዊ ሓድነትን ስልጡን ሃገራዊ ባህሊን ኣተሓሳስባን ንኽዕንቡብ ባይታ ዝፈጠረ ውድብ እዩ። ብኽልሰ ሓሳብ ዘይኮነ ብግብሪ ንሓድነት ህዝቢን ሃገርን ሰሪሑ፡ ማዕርነት ኩሎም ዜጋታት እናማሃረ፡ ምዕሩይን ፍትሓዊን ኣተሓሳስባ ከም ባህሊ ዝኸስከሰ ውድብ እዩ።

ስለዚ፡ ህዝባዊ ግንባር ፍርያት ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ብሓዊን ማዕበልን ህቡባን ተቡዲሁ፡ ተቢዑን በሊሑን፡ ጸኒዑን ሓዩሉን ዝወጸ ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ ውድብ ስለዝኾነ ድማ፡ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ፡ ዝያዳ ተሓዲሱን ሓዩሉን ዝኸደሉ ኩነት ምፍጣር ናይዚ ሕጂ ዘሎ መንእሰይ ወለዶ ሓላፍነት እዩ። ምኽንያቱ፡ ዘለካ ጸጋታት ብምሕያልን ብምሕዳስን ኢኻ ዝያዳ ክትሕይል እትኽእል። ካብ ዜሮ ምብጋስ ከቢድ ስለዝኾነውን፡ እቲ ዝበለጸ መገዲ ሕውየትን ዕብየትን ፖለቲካዊ ትውፊትካ ምኽባርን ምዕቃቡን ምምዕባሉን እዩ።

# ኣላትና ሃገር

ኣላትና ሃገር ስማ ዘይቅየር
ኣላትና ሃገር ትሕፈር ትኽበር ፡
ምእንታኣ ሂወት ዝተበልዐ
ምእንታኣ ኣካል ዝተሰልዐ
ምእንታኣ ኑብሲ ዝተበስዐ
ምእንታኣ ርእሲ ዝተወቕዐ ፡
ምእንታኣ ኩሉ ዝተኾነ
ምእንታኣ ሓዳር ዝተበተነ
ምእንታኣ ጸለም ዝተኸደነ
ምእንታኣ ሓዘን ዝረዘነ
ምእንታኣ ስድራ ዝሃለቐ
ምእንታኣ ዓይኒ ዝጠለቐ ፡
ንሳ ይርሃዋ ንሕና ንገሰመላ
ንሳ ትቐጽል ንሕና ንቆጸየላ
ንሳ ትጠጥዕ ንሕና ንሕረረላ
ኮታ! "ከለንትናይ ንዓኺ" ዝበልናላ
ኣብ ርእሲ ንዳድ የዕጽምትና
ሰንደቕ ሓቂ ዝተኸልናላ
ስማ ክለዓል ተዘዚዝ ዝበለና
ጸገማ ክንሰምዕ ዘየኽእለና
እንተሓሰማ ንበል ሕምስ
እንተርሃዋ ንበል ክምስ
ኣላትና ሃገር ንኹልና ትሕወስ ።

ኣኽሊሉ ተስፋጽዮን
29/03/2019 ኤርትራ

## ትውፊት

# ሓወልቲ ትኹነለይ

ሽሞንዲ ዑቕባሚካኤል

ኣብ'ታ ክንዲ ቤትጽሕፈትና፡ ክንዲ ጉደናና፡ ክንዲ ገጠርናን ከተማናን ዝኾነት ዝወሃሐ ግዜና ነሕልፈላ ክሉብና ወጻዕ ንብል ነበርና። ቴለቪዥን ዝዕዘበ፡ ቢልያርዶን ደሞናን ዝጻወቱ፡ ከም'ኡ'ውን ቢንጎ ክጻወቱ ካርድታት ብምግዛእ ብዘቀራረቡ ብጾት ተኸቢብና ነበርና። ገሌና ግን ዝሑልን ወዑይን ዝስተ ነገር ኣወሪድና ኣብታ ጣውላ ከቢብና ዲግ ዝበለ ናይ ክትዕ ቃላት ንቕያየብ ነበርና። ኣብ ወልቸሪታትና (ዓረብያ) ተቐሚጥና ክንምድር ከለና፡ ሰብ ምሉእ ኣካል ኢና ንመስል። እንተኾነ ግን ሰብ ምሉእ ኣእምሮ፡ ሞራልን ሕልናን ደኣ'ምበር ብምዙበርስ ኣካለ ስንኩላን ኩናት ሓርበኛታት ኢና። ገለና ክልተ መሓውርና ቁራጻት፡ ጸገም ዓንደሕቖ፡ ዓይነስወራንን ካልኦት።

ብዘወሳኺ፡ ምሳና ክዘናግዑ ካብ ግዳም ቀጸሪ ናይ ክሉብና ዝመጽኡ ስንክልና ዘይብሎም ኣሕዋት ኣብ መንጎና ነበሩ። ሓደ ካብኣቶም ያቆብ ኣብርሃም ዝተባህለ ኣርቲስት ተጋዳላይ እዩ። ምናልባት እንተዘይተጋጊየ ዕላልና ክዕምርን ክረስንን ዝበረ'ውን ንሱ እዩ። ንባህሪና ዘይፈልጥ ኣብቲ ሰዓት'ቲ ዝተዓዘበና ጋሻ ሰብ፡ ብልቢ ንቋየቕ ዝበርና ምመስሎ። እንተኾነ፡ ሓድሕድና ጸቢቕ ገርና ጠቢያትና ስለ ንፋለጥ፡ ኩርዩ ዝፍለ ሰብ ደከሰሰ።

ያቆብ ሓሓሊፉ ይፍትሓና ስለ ዝበረ፡ ብወገነይ'ውን ምስኡ ዘረባ ገጠምኩ። "ሰማዕ መኸሲ! ንስኻ ኣርቲስት እንዲኻ?"

"ይብሉኒ"

"ኣርቲስት እንተኾይንካ ሓንቲ ሓሳብ ክህበካ እየ ኣርእየኒ!"

"ኣምጽእ!"

ድሕሪ ምዝርራብ ብቑጽሪ ተፈላለና። ዳግም ኣብ ዝተራኸብናሉ ሰዓት፡ ነቲ ሓሳበይ እንተላይ ስኬች ገይረ ጥቕሳዊ ጽሑፍ ኣቐሚጠ ኣመሓላሊሸ ሂበኩዎ። ብወገኑ ኣንቢቡ ድሕሪ ምርዳእ፡ "እንታይ ክትገብር ኣብ ኢደካ ኣጸኒሕካዮ?" ኢሉ እናተዋዘየ፡ "ንምንታይ ብቐመይ መጺኡልካ እቲ ሓሳብ?" በለኒ።

"ኣርእየኒ ጥራይ ኪድ!" ምስ በልክዎ ሓዚዋ ከደ።

እታ ጥቕሳዊት ጽሕፍቲ፡ "ሃገርን ህዝብን ንኽህልዉ ቀጻልነት ሃገርን ህዝብን ንኸረጋግጹ ኣነ ክስዋእ ኣሎኒ!






ዓወት ንሓፋሽ!" ትብል ነበረት። እዛ ጥቕሲ እዚኣ ናተይ ሓሳብ ኣይኮነትን። ዋና ወይ ዋናታት ኣለዉዋ። ብልክዕ ናይ መጀመርታ በሃሊኣ ርግጸኛ ክኸውን ኣይክእልኩን። ግን ነታ በኸሪ እዚኣ ከተደምጽ ዝኾማዕኩዋ ልሳን ተሰሪት ረሰዐያ ኣይፈልጥን። ነዚ ቃላት'ዚ ክሰምዕ ከለኹ፡ ህይወተይ ምስ ሓደሽ መድረኸን መሪርን ኩነት ተፋጢጣ ንምልምማዱ ኣብ በኸሪ ፈተነ ጸሚዳ ነበረት።

***

ከምዚ ሕጂ መተኣኢታ መሓውረይ ወልቸር ከይኮነ ኣብ ንእሱ ዕድመይ እዩ። በቲ ናይ ሽዑ መረዳእታይ፡ ከማይ ዝኾኑ ዘሎ ዘይመስለኒ፡ ኣነ ዘይክእሎ ነገር ዝበረ'ውን ይመስለኒ ኣይነበረን። ይኹን'ምበር፡ ኣብ ንጡፍ ተዋጋኢ ሰራዊት ክምደብ ከለኹ፡ ኣብ ጋንታና ካብ ዝበርና ተጋደልቲ ኣነን መሓመድ ዓሊን ኢና ዝኣሰርና። ብዓይኒ ኣቦላት ጋንታና ክልተና ኢና ዝደኸምና። ክንዲ ዝኾንና ድማ ኣብ ክልተና ፍሉይ ኣቓልቦ ይገብሩ ነበሩ። ብወገነይ ግን ከምኡ ዓይነት ኣቓልቦ ክወሃበኒ ከሎ ጸቢቕ ይስመዓኒ ኣይነበረን። መግቢ ክትርፋለይ፡ ኣብ ማእቶት ካብ ምስታፍ ክኽልክሉኒ፡ ካብ ማይ ምውራድ ክትርፋኒ፡ ካብ ምኻዓት ድፋዕ፡ ካብ ምጉራት ኣግራብ ሽለል ክብሉኒ ከለዉ፡ ዝሰሓፍኩ ኩይኑ ስለ ዝስመዓኒ ፈጺመ ኣይቕበሎምን።

ብምኽንያት'ቲ ዝነበረለይ ዝበረ ሕሉፍ ዝኾነ ምድንጋጽ፡ ኣደይ ዝወለደትለይ ዓብይቲ ኣሕዋት ኩይናም ዝሰምዑኒ ሰለስተ ብጾት ተጋደልቲ ነይሮም። ንሳቶም ድማ ተሰሪት ሰለሽ፡ ስም ኣቦታቶም ዘይፈለጥኩዎም ሓኪም ጋንታ ፍጹምን ሽማይነሽን እዮም።

ንዓይን ንሓመድ ዓሊን ክሳብ ክንዲ ብጾትና ኩይንና ርእስና ንኽንእል ቀስ ብቐስ ብቕዓትና ክዕቢ የላልዩናን የለማምዱናን ነበሩ። ካብቶ ዝርከብ ክልተ ሰለስተ ከላሶ ዘይትብጽሓና መኣዲ፡ ሓሓደ ከላሶ ኣብ ኣደም ኣትሪፎም፡ "እንካ ኩልስ ክትጉብዝ" ክብሉኒ ሕጂ ኩይኑ ይረኣየኒ። ዚ ምስ ረኣኹ ኣነ'ውን ናብቲ መኣዲ ምቕራብ ክኣቢ ጀመርኩ። ከምኡ ክንብር ከም ዘይብለይ ብበወገናም ክዘረቡኒን ከምዕዱኒን ፈተኑ። ከኒታተይ ዝተዓዘበ መራሒ ጋንታ ተስፉ ስሊሺ ብፍላይ፡ ሓደ መዓልቲ ቅጫ ቃቑሩ ብምጽናሕ ጸዊዑ ብላዕ በለኒ። "ብረት ዘይሕዝ እንተኾይኑ እንታይ ክኹዚ ዝበልዕ" ኢለ'ውን መለሰኩሉ። ብጻይ ተስፉ ፍሽኽ በለ'ሞ፡ "ብረትካ ጠሊብናያ ኣለና፡ ካብ እንዳ ብርጌድ ትመጽእ ኣላ" ኢሉ ኣቀባጢሩ ኣብልዓኒ።

ብድሕሪኡ ነታ ዕጥቂ ብረት ብሃንቀውታ ክጸብዮ ምስ ተዓዘበ ግን፡ ንዓይን ንሓመድ ዓሊን ጸዊዑ፡ "ንሸኻትክም ንኣሽቱ ስለ ዝኾንኩም ኩሉይ ዕጠቑ" ብምባል ብረት ዘይብሉ ዕጥቂ ኣዕጠቐና። ንዓና ድማ ብዘይ መጠን ቀጥዐ ተሰማዓና። "መናጁስ በሉ ምሉእ ዕጥቂ ክትዓጥቁ እንተኾይንኩም መጀመርታ ጨሞት ተፈቲንኩም ክትሓልፉ ኣለኩም" ብምባል ጨሞት ተኾሲ ፈተኑና። ሓመድዓሊ ሸውዓተ ጠያይት ተኩሱ ሓንቲ ኣየረኸበን። ኣነ ግን ቀዳመይቲ ጥይት ኣብ ዕላማ ስለ ዘወቓዕኩ ነተን ዝተረፋ ሽዱሽተ ጠያይት ከይተኩስኩወን ይኣኽለካ ኢሉ ነታ ብረት ኣሕደገኒ። ግን ንዘኣተዎ መብጽዓ ኣተግበሮ። ብዘይተኩስኩዎ ቀዳመይቲ ጥይት ዕላማይ ስለ ዘወቓዕኩ ዕጥቂ ብረት ንኽዕጥቕ ተፈቒደለይ።

ካብ ኩሉይ ሓሊፍካ ዕጥቂ ብረት ስለ ዝዓጠቕካ ግን ንበቕዓት ተጋዳላይ ሲቕቕዮ ማለት ኣይነብረን። መማዝኒ ተጋዳላይ ብሓደ መለክዒ ጥራይ ዝንገር ኣይኮነን። ሕጂ ክሓስቦ ከለኹ፡ ኣብቲ ግዜ'ቲ ትሓት ናይ ተመኩሮን ኣካላውን ብቕዓት ከም ዝበረኒ ይኣምን እየ። ምኽንያቱ ፍጥር ክበል ክሰብ ሸው ኣብ ከበደይ ዝተዓዘበኩዎ ነገር እንተ ነይሩ፡ ካብ ስርዓታት ኢትዮጵያ ኣብ ልዕሊ ህዝበይ ዝወረደ ግፍዕታት ጥራይ እዩ።

ኣብ ጥቕምቲ 1962 ዓመተ ምህረት ፈረንጂ ኣብ ከባቢ ከረን ሸናራ ኣብ ዝተባህለ ቦታ እየ ተወሊደ። ጸላኢ፡ ኣብ ዓድና ብዘናጸልን ብጅምላን ብዘሓለት ሰባት ከም ዝቐተለ እዝክረኒ። "ኣምሓሩ ይመጹኹ ኣለው፡ ህረቡ (ህደሙ)" ኣብ እንሰምዓሉ ግዜ፡ ብዘይ መጠን ራዕዲ ይኣትወና ነበረ። ክንሃድም ከለና፡ ኣኽሳብት ምእንቲ ደምጺ ከይገብሩ'ሞ ጸላኢ ናብ ዝተሓብኣናሉ ከይመጽኣና ኣብ ዓዲ ኣሰርና ንገድፎም ነርና። ወጣጡ ወይ ደባሉ ክህልዉኻ ኣይምረጽን፡ ንሳቶም'ውን ህባ ኣብ ዝሕዝሉ ግዜ ደምጺ ስለ ዝፈጥሩ። ጥሪትና ሐዝና ኣብ ጎቦታት ወደጉቀጢን ኣሙቲ፡ ሽዕሬትን ላልምጣን ሃዳምና ንውዕል ንሓደርን ነርና።

ንእከይ ተግባር ጸላኢ፡ ኣብ ስድራቤትና ካብ ዘውረዶ ግፍዒ ኣብነት ብምጥቃስ ክሰግሮ፡ ሓወይ የማነ ፍቓዱን ወዲ ሓወቦይ ገረዝጊሄር ተኸለን ንኽምርዓዉ ንጥሪ 1977 ናይ መርዓ ቈጸራ ተገበረ። ኣቦይ ደሙ ነቲ መርዓ ዝኸውን እኽሊ ካብ ከረን ሸሚቱን ኣጥሒኑን ናብ ዓዲ ገጹ ተመለሰ። ወተሃደራት ደርግ ግን ኣደም ኣይሰኣኑ፡ ምስ ሻድሻይ ርእሱ ናብ ዓዱ እናተመልሰ ኣብ መንገዲ ቦምባ ኣድ ደርበዩሉ። ተኸለ ዳምር ዝበሃል መኻይዱ ከይደንገየ ክመውት ከሎ፡ ኣቦይን ዝተረፉ ብጾቱን ግን ተወጊኦም ተረፉ። ኣቦይ ብፍላይ፡ መውጋእቱ ጽኑዕ ስለ ዝበረ ኣብ ሕክምና ከረን ደቀሰ። ብሰንኪ ኣብ ሕክምና ምድቃሱ'ውን ኣብቲ መርዓ ኣይተሳተፈን። ኣነ ደሙ ዋላ'ኳ ትሕቲ ዕድመ እንተ ነርኩ፡ መርዓ ሓወይ ኣሕሊፈ ብረት ዓጢቐ ክጋደል ወሲነ ንሜዳ ናብ ህዝባዊ ግንባር ወጺአኩ።

ህዝባዊ ግንባር ግን፡ ተቐቢላትኒ'ምበር ከም ተጋዳላይ ብረት ኣዕጢቓ ቀጥታ ናብ ቅድመ ግንባር ኣየሰለፈትንን። ኣብቲ ግዜ'ቲ ዕድመይ 14 ስለዝነበረ፡ ካብ ክፍሊ ታዕሊም ብሊቓት ናብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ዚሮ እየ ዝኣተኹ።



ኣብ ዘሮ ክሳብ ግዜ ምዝላቕ ድሕሪ ምጽናሕ ድማ ንታዕሊም ናብ ዓራግ ወረድኩ። ንሓደ ዓመት ዝኸውን ኣብኡ ወተሃደራዊ ታዕሊም ድሕሪ ምውሳድ ድማ ገለ ብጾት ናብ ክፍልታት ውድብ፡ ዝተረፍና ድማ ናብ ሓይልታት ተመደብና። ኣብ ተመኩሮ'ዚ ሓዘ እየ ኸኣ ሓደ ካብቶም ናብ ብርጌድ 31 ዝተመደቡ ፈተውራሪ ዝኾንኩ። እታ ዝተመደብኩዋ ሓይሊ፡ ሓይሊ 22 ቦጦሎኒ ክልተ ናይታ ብርጌድ ኣብ ሰሜናዊ ሳሕል ትሕቲ ግዋ ዝርከብ ማይ ከላሽን ኣብ ዝበሃል ድፋዕ እያ ጸኒሓትኒ።

ናብቲ ኣሃዱ ምስ ተጸንበርኩ፡ ንሓደ ሰሙን ኮለይ ማለት ክልተ ቦምባ ዘለዋ ዕጥቂ ተዋሂበትኒ። ካልእ ሰብ ቅድሚ ድፋዕ ክሓልፉ፡ ካናለ ክኸዕቱ፡ ዋርድያ ክወጹኡ፡ ማይ ክወርዱ ኮታ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ምስታፍ ተኸልከልኩ። ከምዚ ምስ ኰነ እየ ድማ ንመራሒ ማሳርዕ ተኸለ ኣርኣያ (ፍሩታ) ከም ሰበይ ክዋሳእን ዕጥቂ ብረት ክፃጦቐን እናጫብርበርኩ ዝዛወኽኩዎ። ሕሉፍ ሓሊፉ መግቢ ክሕሰም ዝፈተንኩሉ ግዜ ነይሩ እዩ። ግን ኣይከኣልክዎን። ብዘይ ብኡ ዕርቃንን ሕጽረት መግብን ኣንጻር ተጋዳላይ ናይ ውግእ ግንባር ከፊተም ነይሮም እዮም።

ኣብ ከምዚ ዝበለ ግዜ፡ ጥሜት ምጽማም ተጸንቂቑኒ ዓቕለይ ጸበበኒ። ኣብ ከባቢ ምግብና ሃሰስ ኢሉ ቅጫ ሓረሮ ኣራርየ በላዕኩ። ከም መመላእታን መሕጸቢ ጉረሮን ክልተ ሰለስተ ግዜ ማይ ጉርጻዕ ኣቢለ ተዓጺፈ ደቀስኩ። እንተኾነ ቅጫ ሓረሮ ሰላም ኣይሃበንኒ። ቀሓር ኣምሲሉ ብምጅማር ኣሕመመኒ። “ያቅብ ሓሚሙ” ዝሰምዑት ጋንታና ብዝተፈላለየ መንገዲ ሓልዮታ ኣርኣየት።

ሸማይሽ፡ ናብ ዘዕረፍኩሉ ቦታ እናመጽኣት ክትከታተለንን ኣብ መውዓኢታ ድማ ኒታ እኽሎ ጥዋይ ነጸላኣ ፈቲሓ ከዲናትኒ ከደት። ሓቢም ጋንታ ፍጹም፡ ክሳብ ኣጸቢቓ ዝሓዊ ሽኮር እናምጽኣን እናበጽበጸን ተኸታተለኒ። ከቢድ ሕማም ኣይነበረን። ብወከይ'ውን ሓሚመ ምባል ድኸመት ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓኒ ዓቕመይ ዘፍቅዶ ክጽመም ፈቲነ ነይረ። ኣባላት ጋንታና፡ ብፍላይ ሓለፍትና ግን ከም እንቋቑሖ ከይሰበርም ምሉእ ሓልዮት ኣርኣዩኒ። ከምቲ ሓልዮት'ቲ ኣብ ምሉእ ናይ ሰውራ ህይወተይ ርእየዮ ኣይፈልጥን እየ።

ከምዚ ኢልና እናተገዓዝና፡ ሓደ መዓልቲ ማሳርዕና ማሳርዕ ተኸለ ፍሩታ ማይ ክንሕጸብ ናብ ገሮግር ወረድና። ኣብኡ ኑበስናን ክዳውንትናን ክንጸሪ ወዓልና ድሕሪ ቀትሪ ናብ ቦታና ኣምራሕና። ክንምለስ ከለና እቶም ዝሓልየሉይን ከም ሰድራቤተይ ዘፍቅሮም ዝበርኩ ኣብ ድፋዕ ገዲፍናዮም ንዘወረደና ኣባላት ጋንታና ክርእዮም ተሃወኽኩ። ብሓቂ ድማ ከምዚ ኣዊሕ ዝተፈለዩኒ ኩይኑ እስሚዓኒ ነበረ። ሓልዮት ሰማይሽ፡ ፍጹም፡ ወዲ ስለሺ እናተራእዩኒ እቲ ንኽዶ ዝበርና መንገዲ ፍጹም ይፍለጦኒ ኣይነበረን። መንገድና ከም ማይ ሰቲና ኣብ ቦታ ጋንታና በጻሕና።

መቸም፡ ብልዑል ሃረርታ ዝተጸበኻዮ ነገራት ዘይከም ሃንቀውታኻ ኩይኑ ክጸንሕ ከሎ ዘኸትሎ ስብረት ልቢ ዝፈተኖ ጥራይ እዩ ዝፈልጦ። ኣብቲ መጀመርታ ኑቲ ኩነታት ቀብ ኩብሎ ዓቕሚ ኣይተዓደለንን። ገጽ ብጾተይ ሓቢም ጋንታ ፍጹምን ሰማይሽን ንምርኣይ ጥራይ ብታህዋኽ የማን ጸጋም በልኩ። ኣብ ኩሉ ክፍተሸ ዝኽእል ቦታ ምስ ቀበጽኩዎም ኑቶም ብህይወት ዝጸንሕና ኣባላት ጋንታና ክውከሶም ጀመርኩ። ግን ናይ ኩሎቶም መልሲ ውሕሉል ህድማ እዩ ዝበረ። ካብኡ ሓሊፎም ድማ ድንን ኢሎም ንብዓቶም ዝደርጉ ብጾት ተመልከትኩ። ቢቃ ካብኡ ንደሓር እየ ሰማይሽን ፍጹምን ብህይወት ከምዘይነበሩ ዝተገንዘብኩ።

ይማሲ ስለ ዝበረ ጋንታና መከላኸሊ ማስመር ንሓለዋ ናብ ድፋዕ ክንኣቱ ኣብ ምቅርራብ ነበረት። ቅድሚ ናብ ድፋዕ ምእታውና የማን ጸጋም ቀሊሕ ምሊሕ በልኩ። ክሸይን ተማሰለ'ውን ካብ ገጽ'ታ ጋንታ ኣልገሸኩ። ምእንቲ መቓብር'ቶም ጀጋኑ ኣያታተይ ከይረግጽ፡ ኑቲ ዝሓልፎ ዝበርኩ መሬት ብጥንቃቐ ረገጽኩዎን ተመልከትኩዎን። እቲ ከባቢ፡ ሓሓሊፉ ፍሓራ (እንስሳ) ፈቲኑ ከም ዝበደሮ ተኾዓዲቱን ተበናጨሩን ረኸብኩዎ። ጸላኢ ቦምባታት ሞርታር (መድፍዕ) ክደርብ ከም ዝወዓለ'ውን ተገንዘብኩ። ኑቲ ኣሰር'ቲ ምስ ረኸብኩ ድማ እየ 95 ሚእታዊት ብጾተይ ከም ዝተሰውኡ ዝቐበጽኩ።

ምድላየይ ቀጸልኩ። ግን፡ መቓብር ናይቶም ፍቕርምን ሓልዮቶምን ብዘይ ዕቃብ ዝለገሱለይ'ሞ፡ ቅድሚ ሒደት ሰዓታት ካብ ጸላኢ ብዝተተኩሰ ቦምባ ሞርታር 81 ሚ/ሜተር ዝተሰውኡ መማህራነይን ብጾተይን ከይረግጽ ኑበሰይ ኣንቀጥቀጠ። መናፈት ቁርበተይ ረሃጸ፡ ኣዒንተይ ድማ ንብዓት ተሓልበ። ልበይ 'ውን ልዕሊ መጠን ትወቅዕ ነበረት።

ኣይደንጎኹን ድሕሪ ቀሩብ የማን ጸጋም ምባለይ ኣሰር ናይ ዝተኾዕተ ሓድሽ ሓመድ ረኸብኩ። መቓብር ናይቶም ፈቃራት ኣያታተይን ብጾተይን ክትከውን ኣለዋ ኢለ ኣጸቢቐ ኩሉልኩዋ። ብርግጽ መቓብር ሰማይሽ እያ ነይራ። እቶም ዝቐበሩ ብጾት ዝከኣሎም ምስቲ ከባቢ ኣመሳሲሎማ እዮም። መቓብር ተጋዳላይ ርእዩ ንዘፈልጥ ሰብ ግን ዘደናግር ኣይነበረን። ብፍላይ እተን ኣብ ልዕሊ'ቲ መቓብር ተደርብየን ዝበራ ኩሬት፡ ካብ ካልእ ተኣርየን ዝመጽኣ ኢጋይሽ ኣእማን ምንባረን ፈለጥኩወን።

“ቢቃ! ሰማይሽን ፍጹምን ኣብዚ እንዳ ሸንትና ኩይኑ መፈጸምታ ህይወትኩም!” እናበልኩ ብውሽጠይ ኣዒንተይ ዝርግሐ ኑብዐ። ካብታ መቓብር ናብ ጋንታይ ክምለስ ከለኹ ንብዓተይ ሓበስኩ። ግን ጌና ኣብ ምፅገርተይ ወይ ኣብ ኣዒንተይ ኣሰር ንብዓት ግዲ ነይሩኒ፡ ገለ ሰባት ካብ ደቂ ጋንታና ንዓይ ረርእዮም ገጾም ከበይሎም ክኑበዑ ተመልከትኩ።

ናብ ድፋዕ ናይ ምእታው ግዜ ኣኸለ። ማሳርዕና ተሰሪዐን ንምብጋስ ተቐራረብ። ጌና ሓፍ ኢለን ከይነቐላ ግን ተስፋት ስለሺ “ያቅብ፡ ውጻእ” ኢሉ ካብ መንካ ማሳርዕና ፈልዩ ኣትረፈኒ። ኣነ ምስ መራሒ ጋንታ ተስፋት ስለሺ ክተርፍ ከለኹ፡ ጋንታና ድማ ናብ ድፋዕ ኣምረሐት።

ብጻይ ተስፋት፡ ሐዘኒ ኣብ ብሕት ዝበሉት ቦታ መሪጹ ኮፍ በለ። ንዕኣልና ብሕቶ እዩ ጀሚሩዎ። “ማንጃሱ፡ ከመይ ኣለኻ?”

“ጸቡቕ።”

ንሓጺር ህሞት ተከሩ ክጥምተኒ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ዕሕሕታ ኣሰሚዑ ዘረባኡ ጀመረ። እቲ ንዓይ ሞራል ንምሃብ ብትብዖት ዝተዛረቦ ቃላት ሕጂ ንኹሉ ክዝክሮ ኣይክእልን እየ። "ሰውራ የላ'ምበር ኣየማጉን ስለ ዝኾነ ብሓደ ኣርካ ብዘተፈላለየ ምኽንያት ክትፈላለ ትኽእል። ብቐንዱ ድማ ብማስዋእቲ ምፍልላይ ኣሎ" ክበሎ ግን ኣይርሰዓንን። ብዙሕ ምዒዱኒ። ምዕዶ ተሰፊት እናተረዳኣካ ሓይሊ ዝደርዕ እዩ ነይሩ። ካብኡ ናብኡ ግን እቲ ንሰውእቲ ብጸይቲ ሰማይኸሸን ብጾይ ፍጹምን ጠቒሱ ዝበሎ ክሳብ ሕጂ ካብ ኣእምሮይ ኣይተሓከን።

"ትብዕ! ህላወ ሃገርን ህዝብን ክረጋገጽ እንተኾይኑ፡ ኣሃን ንሸኻን ንፍጹምን ንሰማይኸሸን ክንመስል ኣለና!" ኢሉ ነዛ ጺጋመይቲ ኢደይ ብምሓዝ ንላዕሊ ሰፍ ኣበላ፡ ቀጺሉ፡ "ዓወት ንሓፋሽ በል! በል ዓወት ንሓፋሽ!" ይብለኒ።

"ዓወት ንሓፋሽ!" ድማ በልክዎ።

ብጸይ ተሰፉ ስለሺ'ውን ዝኣተዎ መብጽዓ ክፍጽም ግዜ ኣይወሰደን። ኣብ መወዳእታ ሻድሻይ ወራር ዓንዲማ ዕሚ ኣብ ዝተባህለ ቦታ ከቢ ዒላጸዕዳ ተሰውኡ። ኣብዚ ዝተጠቕሰ ቦታ ምስ 13 ካልኦት ሰውኣት ብጾት ብሓንሳብ ቀበርናዮ። ሓመድ ኣዳም ኣልበስናዮ፡ ንሓንቲ ደቒቕ ኣራእስና ብምድናን ኣብ ልዕሊ መቓብርም ዝኸሪ ድሕሪ ምፍጻም፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" ኢልና ንበዓል ወዲ ስለሺ ኣፋነናዮም።

ካብኡ ንደሓር፡ ገለ ብጾት ከቢድ ማህረምቲ ኣጋጢምዎም ብህይወት ናይ ምቕጻል ተስፋኦም ኣብ ዝጸወሉ ግዜ፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" ኢሎም ንዘኣለዎ ክፋነዉና እርኢ ነርከ። ይኹን'ምበር፡ ገለኦም ብዝተፋነዉና ክፍለዩና ከለዉ ሓደ ክልተ ብጾት ግን ተሰናቢቶምና ኩቡቕዑ ዕድል ገይሮም ድሕሪ ማህረምቶም ተሓኪሞም ሓውዮም ይምለሱና ነበሩ።

"ዓወት ንሓፋሽ!" ዝበሃል ጭርሖ እናክሰማዕ እምበኣር፡ ንዓይ ብመንፈስ ምስ ሰውኣት ጋንታና እዩ ዘራኽበኒ። ደቂስ ተንሲአ እቲ ኣብ ደመይን ኣብ ህዋሳተይን ተመሲሪሑ ኣካላይ ዝኾነ ፍቕሪ ናይታ ሕያወይቲ ጋንታ፡ ኣብ ሕልምን ጋህድን ይኮትኩተኒ ኣሎ። ሓዳስ ፍስሃጼን (ታንኪ) ኣስቴር በርሀ (ጓልብርጅዋ)፡ ሓኪም ሓይሊ የናስ መለስ (ወዲ ኦርቶላ) ኦፐሬተር ሓይሊ ዳንኤል ኣልኣዛር (ኣጣኩብዱ) ሓሙሽተ ተጋደልቲ ጥራይ ኢና ብህይወት ኣብ ልዕሊ ምድሪ ዘለና። ካልኦት ብጾት ኩሎቶም በኻ ህዝቦም ሓሊፎም። ናይ ነፍሲ-ወከፎም መዋድቖ ቦታን ግዜን'ኳ ክፈልጥ እንተዘይ ከኣልኩ፡ ግን ኩሎቶም ህላወ ሃገርን ህዝብን ንምርግጋጽ ኣሰር በዓል ሰማይኸሸ ሰዒቦም እዮም።

እታ ንሓወልቲ ክትከውን ትኽእል'ያ ኢለ ንኣርቲስት መሲ ኣስገዶም ከተፍሎ ዝወሰንኩ ንድፊ እምበኣር፡ ካብ ከምዚ ዝበለ ሓላፍነት ኣሰኪሙ ቅልውላው ዝፈጥር ሓሳብ ዝቖለ እዩ። መጀመርታ ኣርቲስት ተጋዳላይ መሲ ባዕሉ መጺኡ እዩ ሓቲቱኒ። "ንሓወልቲ ዝኸውን ስእሊ ክንሰእል ተኣዚዝና ኣለና" ኢሉኒ።

ኣነ ድማ፡ "እሞኸ?"

"እዋእ፡ ንስኻ ንፋዕ ኢኻ፡ እንተኸፍኣ ሓሳብ ክህልወካ ይኽእል እዩ'ሞ ክውከሰካ መጺአ።"

ኣብ ሓደሽ ምርምር ኣይኣተኹን። ነተን ካብ ሰውእ ወዲ ስለሺ ዝሰማዕኩወን ናይ ትውፊት ቃላት ብምውሳድ፡ ንልበይን ልቢ መሲን ዘሰከን መልሲ ዝረኸብኩ ኩይኑ ተሰምዓኒ። ምስ ኣርቲስት መሲ ኣስገዶም ድማ ብቐጻሪ ተፈላለና።

ናብታ ብኮምፒስታትዮ ተኸፋፊላ ምስ ኮማይ ብጾት ተመቒላ ዝተዓደለትኒ መዕረፊ ግዚይ ኣትየ፡ ዝበረኸ ጭርምራም ወረቓቕቲ ፈተሽኩ። ፈታሂሽ ድማ ነታ ዝደለኹዋ ስእሊ ረኸብኩ። ምስ ብንያም ዝተባህለ ናይ እንዳ ሳግም (ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ማእከላይ መሪሕነት) ዓርከይ፡ ኣብ ወሰን ባሕሪ ዝተሰኣልናያ ስእሊ እያ ነይራ። ፍሉይነት ዘለዋ ስእሊ ኣይነበረትን። ግን ብወገን ድሕሪት ናይታ ስእሊ፡ እታ ልዕል ኢሉ ትሕዝዩኣ ዝተዛረበ ካብ ልሳን ብጻይ ተሰፊት ስለሺ ዝሰማዕኩዋ ጥቕሲ ቀሩብ ኣመሓይሸ ጽሒፈላ ነይረ።

ብኡ ምኽንያት፡ ንሕቶ መሲ ምላሽ ረኺበሉ ኢለ ስለ ዝኣመንኩ፡ ቀጥታ ነታ ጥቕሲ ሒዘ ናብ መንበሪ ግዝኡ ከድኩዎ። ኣብ ቀዳመይቲ እግረይ መሲ ኣብ ግዝኡ ስለ ዘይጸንሓኒ ሒዘያ ናብ መንበሪ ግዚይ ተመለስኩ። ንሒደት መዓልታት'ውን ረሲዐኩዋ። እንደገና ኣብታ ዝኸርከላ መዓልቲ ነታ ሓወልቲ ክትከውን ዝተመነኹዋ ብስእሊ ዝተሰነየት ጥቕሲ ሒዘ ናብ ግዛ መሲ ከድኩ። "መሲ ሓሚሙ ሕክምና ከይዱ" ስለ ዝበሉኒ ግን ኣይሰለጠንን። ብዘይ ምስላጡ ዝተሰምዓኒ ጉዳይ ኣይነበረን። መሲ ብምሕማሙ ግን ደንጊጸኩሉ። ሕማቕ እናተሰምዓኒ'ውን ተመለስኩ። ኣብ መወዳእታ'ውን ንመሲ ተመሊሰ ክረኽቦ ኣይከኣልኩን። ብኣንጻሩ፡ "መሲ ኣስገዶም ተሰዊኡ" ዝብል መርድእ እየ ሰሚዐ። ኣብ ቀብሩ ንኽሳተፍ ጥራይ ዕድል ረኺበ።

ንማስዋእቲ መሲ ተራ ኣጋጣሚ ገይረ ኣይወሰድኩዎን። ንሰውኣት ክንዝክር እናተንቀሳቐስና ማስዋእቲ እዩ ኣጋጢሙና። እንታይ ዝበለ ሕማቕ ፋል! ኢለ ኣምሪረ ሓሲበ። ንባዕሉ መሲ፡ ብሉጽ ስነ-ጥበባዊ ስራሓት ከበርክት ዝጸንሐ ተጋዳላይ ብምንባሩ፡ ብዙሕ ክፍሪ ንጸበዮ ዝነበረ እዩ። ድሕሪ ማስዋእቲ መሲ እምበኣር ኢና ምስ ኣርቲስት ያቆብ ኣብርሃም ዝተረዳዳእና።

ኣርቲስት ያቆብ ኣብርሃም ነታ ጥቕስን ነታ ስኬችን ተገዲሱ እዩ ሒዙዋ። ድሕሪ ሓጺር መዓልታት ድማ ካብ ትጸበ'ተይ ንላዕሊ ወሲዑ ኣምጺኣለይ። እታ ፖስተር ብቐንዱ "ዓወት ንሓፋሽ" ተመልክት ዕማኾ ጺጋማይ ኢድ እያ። ነፍሲ-ወከፍ እተን ሓሙሽተ ኣጻብዕ ድማ ነናተን መልእኽቲ ዘለወን ቃላት ተጸቢሩለን ኣሎ። ኣብ ሕንጥልጥሊቶ "ሃገር ንኽትህሉ" ዝብል ጽሁፍ ተቐሚጡ። ኣብ ቀለቤቶ ድማ "ህዝቢ ንኽህሉ" ኣብ ማእከለይቶ "ቀጻልነት ህዝብን ሃገርን ንኽረጋገጽ" ኣብ መመልከቲቶ "ኣነ ክሰዋእ" ኣብ ዓባይቶ ድማ "ዓወት ንሓፋሽ!" ኢላ ትዓጽው።

ተ ፈ ጸ መ

ተራኺ፡ ያቆብ ፍቓዱ ሓገስ

ስእሊ፡ ያቆብ ኣብርሃም

ሓሳባት

# ዘየድልየና ክንእክብ ዘድልየና ይእክበ!

ኤርምያስ ሰለሞን

- ገዛ ክሰርሑ እንተደልዮም፡ ን20 ዓመታት ወለድ ዘይክፈሎ ልቓሕ ይወሃቦም ነይሩ።

- ኣብቲ ሃገር ዋጋ ሊትሮ በንዚን 14 ሳንቲም ነይሩ።

- ምግቢ ብናጻ ይዕደል ነይሩ።

- ስራሕ ዘይብሉ ሰብ 750 ዩሮ ኣብ ወርሒ ይኽፈል ነይሩ።

- ኣብ ሆስፒታል እትሰርሕ ኣላዪት ሕሙማት ወርሓዊ ደሞዛ 1000 ዶላር ነይሩ።

- ሓራሰ ኣብ ነፍሰወከፍ ዕሸላ፡ 7000 (ሸውዓተ ሽሕ) ዶላር ትወሃብ ነይራ።

- ሓዳስቲ ሰብ ሓዳር፡ ኣብ ርሻን ሓንቲ ክፋል ንኽገዝኡ 64,000.00 ዶላር ይወፈያሎም ነይሩ።

- ብሕታዊ ትካል ንዘጀምር ሰቡ፡ መተባብዒ 20,000 ዶላር ይወሃብ ነይሩ።

ኩለን እዘን ሓቅታት ኣብ መዛዘሚኣን "ነይሩ" ዝብል ቃል ኣለወን። ምኽንያቱ፡ ሎሚ እዚ ኹሉ ሓለፋታት የልቦን! እዚ ኹሉ ሓቅታት ወይ ሓበሬታ ብፍጹም ኣብ ማዕከናት ዜና መጺኡ ኣይፈልጥን። ብኣንጻሩ፡ እቲ ዝኹሉ ሓለፋታት ዝህብ ዝነበረ መራሒ፡ ኣብ ማዕከናት ዜና ከም ሓደ ጨቋኒ ህዝቡ ጥራይ ተገሊጹ። ኣብ መወዳእታ ድማ ብሓይሊ ምዕራብ ካብ ስልጣኑ ተኣልዩ - መራሒ ሊብያ መዓመር ኣል ቓዛፊ። እዚ ኣብ ላዕሊ እተገልጸ ሓቅታት፡ ኣምባሳደር ሩስያ ኣብ ሊብያ ዝነበረ፡ ቭላድሚር ቻሞቭ ከም ዝመስከሮ፡ ኣብ መጽሓፍ "ዝራእቲ ዕግርግር" ሰፊሩ ኣሎ።

ዕላልና ብዛዕባ ጸቡቕ ግብሪ ቓዛፊ ወይ ዕሹት ህዝቢ ሊብያ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ጉዳዮም ባዕሎም ስለ ዝፈልጡዎ፡ ይጥዓሞም ኣይጥዓሞም ዝመስሎም ገይሮም ኣለዉ። ኣርእስትና ግና ብዛዕባ'ቲ ንሕና ከም ተዓዘብቲ ወይ ሰማዕቲ ብዛዕባ ሓደ ጉዳይ ዝወሃበና ሓበሬታ ማዕረ ክንደይ ጥምዙዝ ምዃኑ ንምርዳእ'ዩ።

"ሓበሬታ ሓይሊ'ዩ" ዝብል ሓረግ ካብ ምሕር ምድግጋሙ፡ ኣብዚ እዋን ኩሉ ሰብ ንምእካብ ሓበሬታ ዘይዓጉብ ሸውሃት ወኒኑ ይርከብ። ሓበሬታ ሕጂ ኣይኮነን ሓይሊ ኾይኑ፥ ሰብ ፍጥር ካብ ዝብል ኣትሒዙ ብዘይ ሓበሬታ ነቢሩ ኣይፈልጥን። እቲ ዝያዳ ሓበሬታ ዘለዎ፡ ዝያዳ ክምዕብል ከም ዝኽእል ካብዚ ዝስዕብ ኣብነታት ንኽታተል፥

ፈርዲናንድ ማጀላን'ኮ ንኽዘወር ወይ ንህንጡይነት ጥራይ ኣይኮነን መርከብ ገይሩ ምስ ልዕሊ ሚእቲ ብጾቱ ዓበይቲ ውቅያኖሳት ሰንጢቑ ንምሉእ ዓለም ዘይሩዋ። እንታይ ደኣ ብቐንዱ ሓበሬታ ጺጋታት (ብፍላይ ድማ ዳህሳስ ቀመማት) ንምምእራር እዩ። ንዕኡ ዝተኸተሉ ዳህሰስቲ'ውን ቀንዲ ዕላማኦም ኣገደስቲ ጺጋታት ዓለም ንምድህሳስ እዩ ነይሩ። እዚ ተግባር ሎሚ ብዝተራቐቐ መገዲ ይቕጽል ኣሎ። ዓለም ፍጥር ካብ እትብል ግና ቅልስ ንጺጋታት ኣየቋረጸን ኾ'ውን ኣይክቋርጽን እዩ።

እዚ ዘረድኣና ሓቂ እንተ ሃልዩ፡ መሰረት መበዝሕትኡ ግርጭታት ዓለም ውድድር ንምውናን ጺጋታት እዩ። ኣብ ዝኾነ ማዕከን ሓበሬታ ግና እዚ ሓቂ'ዚ ከምቲ ዝድለ ኣይግለጸልናን እዩ። ኣብ ገለኡ ብጉልባብ ረድኤት፡ ኣብ ገለኡ ብሰብኣዊ መሰል፡ ኣብ ገለኡ ብጉልባብ ደርባዊን ቀቢላውን ግጭት ወዘተ. ተሸፊኑ ቁንጫል ሓበሬታ ይወሃበና።

ሸክስፒር ንስጉጽሑፍ ዓለም መሰረት ከም ዝኾኑን ቅድሚኡን ድሕሪኡን ድማ ማዕረኡ ሰብ ከም ዘይተፈጥረ ንዓመታት ዝተመሃርናዮ "ሓቂ" እዩ። ሎሚ፡ ኣብ ግዝጾን ቻይናን ምናልባት'ውን ኣብ ካልእ ክፋል ዓለም ዝነበረ ሓይሊ ስነጥበብ ልዕሊ እንግሊዛውያን'ዩ እንተ ኢልካ፡ መን ክሰምዓካ ይኽእል!? ምኽንያቱ፡ ንሕና ብመጻሕፍትዶም ንመሃር፡ ብማዕከናት ዜናኦም ንቃኑ፡ ታሪኾም ከም ፓፓጋሎ ንደግም ወዘተ.

**እቲ ዝበሃለና፥**

"ኣመራጺ ሩሲያ፡ ቻይና ወዘተ. ኣብ ጠፈር ወይ ወርሒ ዳህሳስ ንምግባር መንኮርኮር ወንጪፉ።" እዚ ብቐጻሊ ኣብ ማዕከናት ዜና እንከታተሎ ሓበሬታ እዩ።

ንምንታይ ዕላማ ወንጪፉ፡ ብጭብጥ እንታይ ሓበሬታ እየን ክድህሳ ደልየን? ዛጊት ኣብዚ ዓውዲ ተመዝጊቡ ዘሎ ዓወታትከ እንታይ ይመስል? እቲ ዝእከብ ዘሎ ሓበሬታ ኣብ መወዳእታ ንምንታይ'ዩ ክጠቕመን? ወዘተ. ዝብሉ ዝርዝራዊ ሓበሬታ ግና ፈጺሙ ተሓቢሩና ኣይፈልጥን'ዩ፥ ኣይክሕብረናን እውን'ዩ፡ ምኽንያቱ ክንፈልጦ ስለ ዘይድለ!

"መስርሕ ፖለቲካ ዓለም ዝኾነ ሰብ ክርድኦ ይኽእልዶ? ካብ ቴሌቪዥን

ክርድኦ ዝጸበ፡ ለዋህ ጥራይ'ዩ! ብቴሌቪዥን ዝቐርብ ፍጻመታት፡ ሃንደበታዊ፡ ኣብ ረርእሲ ዝተጻፋጸፍን ስሩመንት ዘይብሉን እዩ፡፡ ዕምቈት ከሳ ዕቱብ መግለጺ ዘየሰንጐ መሰንበዲ ስእልታትን ጹብጻባትን ስምዒት ዝቕስቅስ፡ ናይ ምትንታን ዓቕሚ ግና ዘልምስ እዩ ..." እዚ ካብ መጽሓፍ "ዝራእቲ ዕግርግር" እተወስደ ሕጡብ ጽሑፍ እዩ፡፡

እዚ ንኣጉዳስኩት ማዕከናት ዜና ንምንእኣስ ኣይኮነን ተባሂሉ፡፡ እንታይ ደኣ፡ ቅኑዕ ሓበሬታ ንምርካብ ኪጸዱ ማዕከናት ዜና ምኻድ ከም ዘድሊ ንምዝኽኻር እዩ፡፡

ኣገዳሲ ብዙሓት ማዕከናት ሓበሬታን ዜናን፡ ሓበሬታ ንኽህቡና ዘይኮኑ፡ ብዕላማ ሓበሬታ ንምጥምዛዝ ዝቖሙ እዮም፡፡ ድምጺም ኣመና ሓያል ብምዃኑ ድማ ዋላ ኑቲ ባዕልና ዝረኣናዮን ኣጸቢቕና እንፈልጦም ሓበሬታ ንኽልውጥዎ ወትሩ ህርድግ ምስ በሉ እዮም፡፡

## ዘየድልየካ ኣሉታዊ ሓበሬታ ምእካብ

ኣብዚ እዋን፡ ብዙሕ ሰብ ዕላሉ ተመሳሲሉ እናኸደ ይኸይድ ኣሎ፡፡ ግዜን ሰብን ብዘምጽኦ ኩነታት፡ ናይ ሓባር ሸግር ይህልወካ'ሞ፡ ብሓባር ኴንካ ንኽተዕልል (ንኽተማርር ምባል ይሓይሽ) ይቕሰቦ፡፡ ከምኡ ምግባር ባህርያዊ እዩ፡ ምኽንያቱ ንኽትተፍንስ ስለ ዝሕግዘ፡፡ ግና ንግዜኡ እምበር ንነዊሕ እዋን ዝኸይድ እንተኾይኑ ፋይዳኡ ውድቐት ጥራይ'ዩ፡፡ ብሓባር ኴንካ 'ምጒን' ምባል፡ ሸግርካ ዘብእስ እምበር ፍታሕ ዘምጽእ ኣይኮነን፡፡ እቲ ኣመና ዝሕዝን ድማ ብኽልቲኡ ወገን ዝመጽእ ዕላል ፍታሕ ዘምጽእ ዘይኮነስ ንሸግርካ ሸግር ዝወሰኽን መመሊሱካ ሞራልካ ዘውድቕን እንተኾይኑ እዩ፡፡ ካብ ዝኾነ ዕላል ወይ ዘተ ክንክስብ ጥራይ'ዩ ዝግባእ፡፡ ሰላቕ መኽሰበ'ዩ፤ ኢሂን-ምሂን ምባል መኽሰበ'ዩ፡፡ ካብኡ ወጺኡ፡ ሓደ ወገን 'ግናይ' ወረ ሒዙ ይመጽእ'ሞ፡ እቲ ኻልእ ድማ 'ዝገደ' ሓበሬታ የምጽእ፡ ከይተረደኦም ውድድር ንውድቀት-ሞራል ይጻወቱ፡፡

ካልእ ዓይነት እኩብ ሓበሬታ ድማ ዋላ'ኳ ንምምራር ዝዕድም ኣይኾኑ፡ ንምጉዳም ኣእምሮ ግና ሓያል ተራ ይጻወቱ፡፡ ንኣብነት፡

ሓደ ግጥም ጸወታ ኩዕሶ ደዩ ካልእ ዓይነት ስፖርት ምዕዛብ ከም ምዝንጋዕ ስለ ዝሕሰብ ክፉም ዝንባለኻ ኣገዳሲ'ዩ፡፡ ካብ ቅድሚ'ቲ ጸወታ ኣትሒዝካ ሓበሬታ ንምእካብ ዝግበር ሕጊግታን ሻቕሎትን ከምኡ'ውን ድሕሪ ግጥም ዝግበር ንነዊሕ እዋን ዝኸይድ ትንተናታት፡ ካብኡ ሓሊፉ'ውን ኣብ ውልቃዊ ህይወት ተጻወትቲ ኣቲኻ ዝግበር ሃተፍተፍን ግና 'ሞያኻ' እንተዘይኮኑ፡ ዋላ ሓንቲ'ኳ ኣይጠቕመካን'ዩ፡፡ ምኽንያቱ እዚ ኣብ ሕልሚ ካብ ምንባር ብዘይንታይ ክፍለ ይኽእል?

ብዘኾነ መደምደምታ ዕላልና፡ እቲ ኩነ ኢልና ዲና ብኢጋጣሚ እንምእርሮ ሓበሬታ ኣብህይወትና እንታይ እዩ ዝጠቕመና ኢልና ክንሓስበሉ ንምዝኽኻር ኢና እዚ ኣርእስቲ ኣልዒልናዮ፡፡ ምኽንያቱ ኣብ መወዳእታ ሰብ ብሞያ እዩ ዝነብር፡፡ ብቐጥታ ሞያኡ ንምዕባይ ዝገልግሎ ሓበሬታ ክእክብ ድማ ግቡእ'ዩ፡፡ ኣብ ኩሉ ጉዳይ ደንቆሮ ምዃን ጸቡቕ ስለ ዘይኮነ፡ ላህመታዊ ወይ 'ምስ ሰብ መሓወሲ' ዝኾነካ ሓበሬታ ምናልባት ቁሩብቁራብ ጥቕሚ ይህሉዎ ይኸውን፡ ካብ ሰቡ'ኳ ኣይትንጸልን፡፡ ካብኡ ሓሊፍካ፡ ኣብ ዘይሞያኻ ኣቲኻ እትእክቦ ማእለያ ዘይብሉ ቀንጡመንጢ ይኹን ዋላ ኣመና ኣገዳሲ ሓበሬታ ግና ክሳራ እዩ፡፡ ምኽንያቱ እቲ ዝኾነ ሓበሬታ ንምእካብ ዘጥፋእካዮ ግዜን ጸዓትን ሞያኻ ንምዕባይ ተጠቒምካሉ እንተ ትኸውን ማዕረ ክንደይ ክትዓቢ ከም እትኽእል ምፍላጥ ኪድልየካ እዩ፡፡

ሕጂ'ውን ይኹን ነዛ ጽሕፍቲ ንምንባብ ኣብዛ መስመር በጺሕካ ኣለኻ፡ እዚ ተንበሮ ዘለኻ ሓሳባት 'ኣይጠቕመንን'ዩ' ኢልካ እንተ ኣሚንካ፡ ነዛ መጽሔት ዓጺፍካ ጠንጥና! ዘይጠቕመካ ጽሑፍ ደኣ እንታይ ክዮብሰልካ፡፡

ብፍላይ ሎሚ ከም ንፍዮ ክወጽኣልና ዝዋጽእ ወልፊ ማሕበራዊ መራኸቢታት (ሶሻል ሚድያ) መጺኡና ኣሎ፡፡ ኣብቲ ምዕቡል ዓለም ን'ስራሕ' እምበር፡ ንወረ ዝኸውን ግዜ ኣመና ውሑድ'ዩ፡፡ ድላይና ምኽንያት ነምጽእ ድማ፡ እቲ እኹ ክንምዕበሉን ካብ ቀይዲ ናይቶም ኣእምሮና ሓፉርም ብመደብ ከይንምዕበል ዝዓግቱና ዘለዉ ሓይልታት ከውጽኣናን ዝኽእል እኹ ፍታሕ፡ ግዜና ኣብ ዕበየት ኑብስና ምውዓል ጥራይ'ዩ፡፡ ምኽንያቱ ንሳቶም ዘድልዮም ሓበሬታ እናኣከቡ፡ ንዓና ድማ ጉሓፍ ዝኾነ ሓበሬታ ካብ ምዕዳል ደው ኣይክብሉን እዮም፡፡



# መርበባዊ ማዕበል




ተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ)

ምዕባለ መርበብ ሓበሬታ ሓደ ካብ ጸጋታት መበል 21 ክፍለ ዘመን ምዃኑ'ዩ ዝእመን። ብደረጃ ቅልጣፈ ኣሳልጦ ምክፍፋል ሓበሬታን ደጋፊ ተክኖሎጅያዊ ዕዮን ንወድ ሰብ ዓብዪ መስተርሆት ፈጢሩ ይርከብ። ንዜናዊ ኣገልግሎት፣ ንትምህርቲ፣ ጥዕና፣ መጓዓዝያ፣ ስነሆንጹ ንግድን ዕዳጋን ንሓደስቲ ምህዞታትን መሳነዕን ንስኡናን … ዝፈጠሮ ዕድላት ብግዜ፡ ብጉልበትን ብገንዘብን ብቐሊል ዝግለጽ ኣይኮነን። ማዕረ ማዕረ'ቲ እወታዊ ሸነኹ ጉድኣት እውን ኣሎዎ። እቲ ብግጉይ ኣጠቓቕማ ክስዕብ ዝኽእል ሓደጋ ንእሱ ኣይኮነን። ብልጭኡን ድኻሙን ኣብ መዓልኡ ይምዘን።

ማሕበራዊ ሚድያ ንኣናሎግ ተኪኡ ዝመጸ ናይ ግዜና ጸላውን ደራኺን ኣካል መራኸቢ ብዙሃን ከም ምዃኑ መጠን ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ብዙሕ ጠቕምታትን ጉድኣትን ከውርድጸኒሑን ኣሎን። ብቐንዱ ኣብ ባህሊ ሕብረተሰብት ኣድማሳዊ ክብርታት ወድሰብ ሃኒጹን ኣፍሪሱን እዩ። ሓበሬታ ብፍጥነትን ጸዕቅን ኣብ እዋኑን ሰዓቱን ክበጽሕን ክባጻሕን ዝግበር ዘሎ ዘይከሓድ ሓቅታት ኣብ ቦታኡ ኾይኑ፣ ዘርጋሕን ኣከፋፋልን ዋንኑትን ተሓታትነትን ዘይብሉ፣ ፍኑውን ዕዳጋ ሓበሬታ ንዘይድለ ሳዕቤናት ዘኾተለ ኣይኮነ። ካብኡ'ውን ቀንዲ ናይ ዕንወት ሳዕቤናት ሃይማኖያዊ ዓሌታዊ ግጭት ብምስዋር ንስጉምቲ ዝድርኽ ፍጻሜታትን ክሳብ ናብ ኣፋፊት ሞት ዝዕድም ዘይሓላፍነታዊ ሓበሬታታት ተዘርጊሑን ይግማዳሕን ኣሎ።

ዜናዊ ርኽበታት ጥዕና፡ ብሕልፊ ኣብዑም ፈውሲ ዘይተረኽበሎም ሕማማት፣ ኢስነፍልጠታዊ ጥዕናዊ ውዑይ ሓበሬታ፡ ዘይቅኑዕ ምኽርታት ብምዝርጋሕ ንምውቓዕን ምድንጋርን ሰራሒም እዩም። ኣወናወንትን ተንከፍቲ ስምዒታትን ድሌታትን'ውን ኣለዓዒሎም። ንጸዋሃትን ገርህናታትን ሕሉፍ ሰስዐ ዝፈጥሩ ናይ ሓሶት ሉዮርያታት ወግሐ ጸበሐ ዓዲሎም። ብዘተፈላለየ ኣደናጋሪ ሜላ ማለት ካብ ተንቀሳቓሲ ሕሳብ ኤሌክትሮኒካዊ ደብተር ባንክ ተሰሪቖም። ልዕሊ ኹሉ ኣብ ምሕጻብ ባጤራ፣ ምስግጋር ሰባትን ምቕርሳንን ምዝውዋር ዘይሕጋዊ ኣቕሑን ጸታዊ ንግድን ዘውረዶ ኣካላውን ስነልቦናውን ሃሲያ ኣዝዩ ዓብዪ እዩ፤ ልዕሊ ኹሉ ዓዲ ዘናዓዕብ ማዕበል ወረ ኣቃሊሑ።

ጕዘእቲ ርእሲ ወድ ሰብ ኮይኖም ዝርከቡ ማሕበራዊ ሚድያ ፈስቡክ፣ ትዊተር፣ ዩቱብ፣ ኢስታግራም፣ ዋትስኣፕ፣ ኢሞ፣ ኦፐራ፣ ታንጎ፣ ቫይፐር፣ ያሁ፣ ጂመይል፣ ሊንደክን፣ ሆት መይልን ካልኦትን ይርከብዎም። ብደረጃ ዓለም ከም ወልፊ ወይ ዕጽ ብዙሕ ተጠቃሚ ዘለዎም ከኣ ፈስ በክ፣ ትዊተርን ዩቱብን ምዃኖም ኣሃዛት ብምጥቃስ ኑቲ ዓውዲ ዘጽንዑ ትካላት ይሕብሩ። ነዞም ማሕበራዊ ሚድያ ከም ጫካ ዝሸፍቱሎም ቅሉዓትን ስውራንን ግብረ ሸበራዊ ሓበሬታ ኾኣ፣ ብዘጽዓቐ ሃድንን ብዘዩቋርጽ ወፍርን ይንቀሳቐሱ። ብሕልፊ እቶም ሓቀኛ ስምን ስእልን ኣልቦ ተጠቀምቲ ጥሩፍ ኣተሓሳስባታት፣ መርዝም ሓበሬታት ንምድንጋርን ምውቓዕን ይሰርሕሉ። ዕስራን ኣርባዕተን ሰዓታት ብግሎባዊ ኣንፈት ወይ ዞን መርበባዊ ማዕበላዊ ወረ የግላብጡ።

ኣሉታዊ ሳዕቤን ተክኖሎጂ ኣብ ማሕበራዊ ሚድያ ብዘይካ እቶም ውሑዳት ሰብ ረብሓ ንብዙሕ ኣካል ሕብረተሰብ ዓለም ኣብ ምህውታትን ምዕንደናይን ከም ዝኑብር ይቕስብዎ ኣሎ። ማዕበል ሓበሬታ ብፍላይ ናይ ሓሶት ወረ ድማ ደው ክብል ርጉጽ ኣይኮነን። እቲ ዝስዕብ ሕቶ ኑቲ መርበባዊ ማዕበል እንታይ ትጉብር? ብኸመይ ትገጥሞ?" ዝብል ሕቶ ክልዓል ንብር እዩ። ነዚ ሕቶ ንምምላስ ከም ህጻን ንቑሕ ምርግጋጽ ይሓትት።

ሕቶ ህጻን ዘይትጸበ ታውን ገርህናን ግድል እዩ ክብሃል ይስማዕ። ሃንደበት ዝቐረብ ቀሊል ዝመስል ግን ከኣ ብቐሊል ክምለስ እምብዛ ዘጸግም ጉዳያት ኢዩ ዘልዕል። ንማዕበል ወረ'ውን ብወጣራይ ሕቶ ኢኻ ትብደሆ። ልዕሊ ኹሉ ዘድልየካን ዘየድልየካን ሓበሬታ ምምራጽ፣ ዝመስልን ጥማዕን ወይ ሓቂ ቀመስ ሓበሬታ ምንፋይ፣ ግዜኻን ጉልበትካን ብዘየህልኽ ኣገባብ ምጥማት፣ ትኹረት ትህቦን ረጊጽካዮ ክትሓልፍ ዝግባእካ ቀልጢፍካ ምርግጋጽ ኣገዳሲ ይኸውን።

ድግምጋም ሓሶትን ማዕበል ወረን ክወስደካ ዝኽእል እምነት ጕዘእ ርእስኻ ኣብ ሰንኮፍ ምስ ዝጸንሕ እዩ። ንምሕሳብን ንምዝካርን ዕድል ኣብ ዘይህብ ኩነት፣ ማዕበል ወረን ህንጻ ኣእምሮ የዕንው፣ ንናይ ምምዝዛን ዓቕሚ ይድምስስ፣ ንጹህ ኣእምሮ ይምርዝ። ድግምጋም ወረ ምጥርጣራት ፈጢሩ ንእምነት ስለዝብርዝ።

ወረ፣ ዜና ወይ ሓበሬታ እዩ። ብልምዲ ግን ከም ሓሶት ይግለጽ። እንተኾነ መሰረት ዘለዎን ብዮጬበጢ ምስ ተረጋገጸን ሲያመን ንጹር ትርጉምን ይወሃቦ። ወረ ካብ ምባል ናብ ሓበሬታ ይቕየር። ከምዝን ነዝን ብዘመስል ኣርእስትታት ሓያሎ ሰባት ኣብ መንጎ ወረን ሓበሬታን ንምፍላይ ክትትዑ ይስምዑ። ኩሉ ወረ ሓበሬታ ክኸውን ይኽእል እዩ፣ እቲ ፍልልይ ኣብ ጠቓምን ወይ ዘይጠቅምን ሓበሬታ ስለ ዝምርኮስ እዩ። 'ንኹሉ ኣክቦ ኑቲ ዝጠቕመካ ተጠቐመሉ' ዝብል

ምጉት ዘቐርቡ'ውን ኣይሰኣኑን እዮም። ማዕበል ወረ ኣየቋርጽን እዩ፣ ክሳብ ብንቕሓት ኣእዛንን ኣእምሮን ዘይተዓጽወ። ብስለት ዝውንን ሰብ ካብ ምዝራብ ምስማዕ ይመርጽ።

መልሓስ ኣብ እዝኑ ዘብቅለን ቁንጣሮ ፍልጠት ዝውንን ሰብ ክዛረብ እምበር ክሰምዕ ኣይክእልን። ኣብ እሂን ምሂን ቁምነገር ከምዝሎ ብምዝንጋዕ ኑቲ ክረኽቦ ዝኽእል ጠቓሚ ሓበሬታ ይስእን። ምኽንያቱ ብሓደ እዋን ኩሉ ተዛራባይ ምስ ዝኾውን ሰማዓይ ይስኣን፣ ብመንጽሩ ኩሉ ሰማዓይ ምስ ዝቕየር ድማ ተዛራባይ ኣይርከብን። ጥቡብ እሂን ምሂን ንማሕበራዊ ርክቡት ወድ ሰብ ብጽውታ ይጸልው። ንኽትሰማማዕ ክትሰምዕ ከተእምን ክትኣምን ከተረጋግጽን ክተጻርይን ይግባእ።

ማሕበራዊ ሚድያ እቲ ዝዓበየ ንፋስ ማዕበል ዝፈጥር መርበብ ባሕሪ ሓበሬታ ከይቅየር ዓቢ ሰግኣት ኔሩ ኢዩ። "ብማሕበራዊ ሚድያ ዝዝርጋሕ ኩሉ ጠቓሚ ሓበሬታ ድዩ ኣይኮነን" ንዝብል ሕቶ ኣሻማዊ መልሲ ይወሃቦ። ምሕፋሽ ንጉጉይ መደምደምታ እዩ ዝመርሕ።

"ኩሉ ኸኣ ናይ ሓሶት ሓበሬታ ኣይኮነን!" ንምባል'ውን ዘዩድፍር ኣይኮነን። እቲ ጉዝኢ ኣርእስቲ ዝኾውን ዘሎ ዛዕቡ ንሓያሎ ተማራመርቲ ንዝያዳ መጽናዕቲ ይዕድም ኣሎ። እቲ ኾይኑ እቲ ሓበሬታ ጸቡቕ እዩ ምጽራይን ምምጽራይን ግን ይሓትት።

እተን ቀንዲ ሓቅነት ሓበሬታ ንምርግጋጽ ዘገልግላ ቃለ መወጥራን፣ "መን፣ እንታይ፣ ኣበይ፣ ኣየን፣ በየን፣ መኣስ፣ ከመይን ንምንታይን" ዝብላ ሕቶታት ምዝውታር ከም ምሔ ከገልግላ ይኽእላ። ንኹሉ ፍጻሜ ብኣካል ክትርእዮን ክትሰምዖን ዕድልን ግዜን ስለዘይህሉ፣ እታ ሓንትን መረጋገጺትን ሜላ ብመዋጥር ሕቶ ምኽታል ጥራይ ኢያ። ንዘኾነ ሓበሬታ በዚ መዋጥር ሕቶ ዝግ ክተብል ትኽእል።

ግዜ ብዙሕ ነገር እዩ ዝምህር። ሳዕርን ልብን እናሓደረ እዩ ዝዕብይ። ኣጣምታ መረዳእታ ግንዘቤታት ብግዜ እዩ ዝዓሙቕ። ኣብ መመድረኹ ብዝፍጠሩ ውጽኢት ተክኖሎጅን ሓደስቲ ርኽበታትን ክሳብ ብደቒቕ ትርድኦ ምድንጋራት ኣየጋጥምን ማለት ኣይኮነን። ውሑዳት ተበለጽቲ'ውን ካብ ንቕሑዕን ልክዕን መስመር ወጺኦም፣ ናብ ረብሓታቶም ከውዕልዎ ይፍትኑ። ካልኦት'ውን ኑቲ ርኽቡት ኣንጻራዊ ትርጉም ብምሃብ ተጠቃምቱ ንምዕጻው ይሰርሑ እዮም። ካቡቲ ኣገዳሲ መስመር ዘውጽእ ማዕበል ኣየቋርጽን። እቶም ዕላምኦም ኣጽኒዖም ንዝሓዝዎ ዕርፌ ከየስፈሉ ሃዲኦም ዝምርምሩ፣ ካቡቲ







መጋፍዕ ማዕበል ይወጹ። በንጻሩ ድማ በሶላኦም ዘየጽንዑ ምስ ዝከፈስ ንፋስ ዝገላበጡ፣ ንእሽቶን ዓቢይን ንፋስ ወረ ተስግዶምን ተጥልቕምን።

እዝኢ ዝሰምዑዎ ዓይኒ ዝረኣየቶ'ያ ትመስክር። ምስክርነት ርእሱ ዝኾኣለ ዓሚቕ ሓሳብ እዩ ዝሓቀፍ። ኣካላት ወድሰብ ናይ ጉዝእ ርእሶም ስራሕን ዕማምን እኳ እንተ'ሎዎም፣ እዝንን ዓይንን ድማ ኣብ ምሕቡር ርክቡትን ዝምድናን ዝዓዘዘ ተራ ከም ዝሕዛ ይፍለጥ። በዘን ክልተ ኣካላት'ዩ ዝያዳ ምልውዋጥ ሓበሬታ ዝካየድ።

'ሓበሬታ ሓይሊ እዩ' ኣብ ዝበሃለሉ ዘሎ ወርቃዊ ዘመን፣ ተራ ናይ'ዘን ኣካላት እዚኣን ቅድም ቀዳድም ይሰራዕ። ፍሉጥን ዘይፍሉጥን ጥቑስን ዘይጥቐሱን ምንጪ ሓበሬታ ከም ቅልጣፈ ብርሃን ኣብ ዝዝርግሓሉ ዘሎ መዋእል ተክኖሎጂ፣ ምእካብ፣ ምምዛን ምምማይን ምጽራይንሓደካብ ኣገቡብ መረጋገጺ ሓቂ ይኸውን። እዘን ኣካላት እዚኣን ናብ ስርዓተ ኣእምሮ ዝኸይድ ሓጺርን ቅልጡፍን መገዲ'ው ኣሎወን- ብመንገት ስነ ህይወት።

እዝኢ ምስማዕ ክሳብ ዘይተሳእና፣ ዓይኒ'ውን ንብርሃን ዝጋርድ ክሳብ ዘይረኸበ ስራሕ ናይ ምስማዕን ምርኣይን ወይ ምእካብ ሓበሬታ ኣየቋርጹን። እቲ ዝተረኽበ ሓበሬታ "ብኸመይ ኣናብቡ፣ ትዕዝቡቲ፣ ኣስተውዕሎን ገምጋማይን መገዲ ናብ ሓንጎል ይበጽሕ?" ዝስዕብ ሕቶ ይኸውን። ኣኣምሮ ሰብ ካቡቲ ቅሙጥ መኽዘን ሓበሬታኡ ኣመሳቒሉ ብምርግጋጽ መልሰ ግብሪ ንኽህብ ሓጋዚ ስለዝኾነ።

ኣእምሮ ሰብ ልዑል ብቕዓት ምምዝዛን ኣለዎ። ንሓቅን ርትዕን ወይ'ውን ንሓሶትን ምውቃዕን ክሰፍር ኣይሸገርን። ብርግኣት ክሓስብ ዕድል እንተድኣ ረኺቡ'ውን ካብ ምግጋይ የናግፍ። ምድግጋም ስለ ዘደናግርን ክሰርጽ ስለ ዝኽእልን ንማዕበል ወረ ብናይ ኩሉ ግዜ ትኩርን ንቑሕን ኣማዛዝን ኣረጋጋጽን ኣእምሮ ጥራይ እዩ ዝሰዓር። መርኩብ ዓወት ብመርበባዊ ማዕበል ወረ ስለ ዘይትሰጥም። ሓያል ህንጻ ኣእምሮ ብህቦብላ ንፋስ ወረ ስለ ዘይዓንው። ቅኑዕ'ቲ ባቡር ናብ ተገላባጢ ሓዲድ ስለ ዘይትኣትው። ንናይ ዘበንና ሓያል ተጻባኢ መርበብ ማዕበላዊ ወረ ንምስዓር ሓያል ዕርዲ ንቕዓትን ብስለትን ይጠልብ። እምነት ኣብ ጉዝእ ርእስኻን ምርግጋጽ ገፊልን ዓፊልን ሓበሬታ ድማ ካብ ምህውታት ኣናጊፉ ኣብ ደሴት ርግኣትን ምዕባለን ከብጽሓካ ስለ ዝኽእል።

## ካብ ርሑቕ

# “ዳታ ኣብ ዘለዎ ተክኖሎጂ ኣሎ ተክኖሎጂ ኣብ ዘለዎ ድማ ምዕባለ ኣሎ”

## ዳታ ሳይንቲስት ያቆብ ገብረትንሳኤ

ጴጥሮስ መንግስ

ቢግ ዳታ (big data) ኣብዚ እዋን'ዚ ዝቕልቀል ዘሎ ስያመ'ዩ ። ንኣዝዩ ብዙሕ (ስሩዕ ፡ ዘይስሩዕ ወይ ድማ ከፊላዊ ስሩዕ) ሓበሬታ ወይ ዳታ ድማ ይውክል ። እዚ ሓበሬታ'ዚ ካብ ቢልዮናት ክሳብ ትሪልዮናት ዝቑጸር ዝተፈላለየ ምንጪ ንዘለዎ ሰነዳትን ብሚልዮናት ንዝቑጸሩ ሰባትን የጠቓልል ።

ነዚ ገዚፍ ዳታዚ ሶፍትዌራት ተጠቒሙ ብሳይንሳዊ መንገዲ ተንቲኑ ስነፍልጠታዊ መደምደምታ ዘቕርብ ድማ ዳታ ሳይንቲስት ይበሃል ። ያቆብ ገብረትንሳኤ ኤርትራዊ ዳታ ሳይንቲስት'ዩ ። ምስ ሞያኡ ኣብ ዝተኣሳሰር ኣዕሊልናዮ ኣሎና ።



*** ሓጺር ናይ ትምህርቲ ድሕረ ባይታኻ**

ኣብ 1980 ኣብ መንደፈራ ተወሊደ፡ ብንእስነተይ ናብ ኢትዮጵያ ከይደ። ድሕሪ ናጽነት ናብ ኤርትራ ተመሊሰ። ወዲ 18 ዓመት ምስ ኮንኩ ናይ ትምህርቲ ዕድል ረኺበ ናብ ሆላንድ ከይደ። ምስ'ቶም ካብዚ ዝወስዱኒ ወጻእተኛታት እናነበርኩ ናይ ተሓጋጋዚ መጥባሕቲ ነርስ ናይ ዲግሪ ትምህርቲ ወሲደ። ድሕሪኡ ናብ ኖርወይ ኣምሪሐ። ኣብኡ ዩኒቨርስቲ ክኣቱ እንተኾይኑ ናይ ቋንቋ ኖርወይ ፈተና ክዝብር ስለዝነበረኒ. በርገን ቴስትን (Bergen Test)፡ ቶፍል (TOEFL) ተፈቲነ ሓሊፈ። ብሓፈሻ ቋንቋታት ዳች (ሆላንድ)፡ ሽወደን፡ ዳኒሽ፡ ጀርመን፡ ኖርወይ፡ እንግሊዝ፡ ዓረብ (ብኸፊል)፡ ትግርኛ፡ ኣምሓርኛ እመልኽ። ትምህርቲ ዝጸምኣን ዝበህጎን ስለዝነበርኩ ኣብ ዝበጽሖ ንምብጻሕ ዘይጉበሮ ኣይነበረን። መጀመርታ ናይ ሕክምና ዶክተር ንምዃን ኣብ 2006 ናይ ዩኒቨርስቲ ትምህርተይ ጀሚረ። ጎደኒ ጎደኑ ድማ ኣብ ሆስፒታል እሰርሕ ነይረ። ካልእ ክፍሊት ክረኽበሉ ኣብ ዝኽእል ውልቃዊ ስራሓት'ውን ከም ኣዳላዊ ፈተናን ፈታኒን እሰርሕ ነይረ።

5ይ ዓመት ተመሃራይ ሕክምና እንከለኹ፡ ተክኖሎጂ ኣብ ሕክምና ዘለዎ ገዚፍ ረብሓ ክርዳእ ክኢለ። በዚ ድማ ናብ ተክኖሎጂ ዘንበለ። ተክኖሎጂ ምስ ጥዕና ኣዛሚደካ ብኸመይ ሕሙማት ትረድእ ብዝምህር ብ“health information management system” ተመሪቐ። ን11 ዓመት በዚ ሞያ ሰሪሐ። ጎደኒ ጎደኑ ድማ ሸሞንተ መጻሕፍቲ ጽሒፈ። እዘን መጻሕፍቲ ገለኤን ልብወለድ ከኾና እንከለዋ፡ ገለኤን ግን ትምህርቲ ቋንቋ ትግርኛን መዝገበ ቃላትን ዘጠቓልላ ናይ ትምህርቲ እየን። እታ “ሻሹን ሻምላን ኢቶም

> “ናተይ ዓቕሚ ድሩት'ዩ ፡ ናትካ'ውን ድሩት'ዩ ። ክልቴና እንተ ተጠሚርና ግን ብቑዓት ንኸውን ። ብዙሓት ብቑዓት ተደሚሮም ኢኻ ሃገር የማዕብሉ ።”

ክልተ ኣዕሩኽ" ዘርእስታ መጽሓፊይ ናብ 13 ቋንቋታት ተተርጒማ'ያ።

*** ብኸመይ ኢኻ ዳታ ሳይንትስት ክትከውን ወሲንካ?**

- ኣብ 2015 ኣብ ሓደ ዋዕላ ዩኒቨርስቲ ኦስሎ ሃንስሮዝሊን ዝተባህለ ካብ ሽወደን ዝመጸ ፕሮፌሰር "ካብ 2019 ክሳብ 2030 ዳታ ምስ ተክኖሎጂ ዝያዳ ዝጣመረሉ እዋን ክኸውን'ዩ" ኢሉ ነይሩ። ወልቃዊ ምኽሪ ለጊሱለይ። በዚ ኣዝዩ ተማሲጠ ዳታ ሳይንቲስት ንክኸውን ኣብ 2016-17 ኣብ ኣሜሪካን በርሚንግሃምን ንዘርከብ ዩኒቨስቲታት ድሕሪ ምምማይ ናብ ዩኒቨርስቲ ግሪን ዊች ዓዲ እንግሊዝ ኣመልኪተ። እዛ ዩኒቨርስቲ ኣብ ዓለም እታ እንኮ "ቢግዳታ" ምስ "ቢዝነስ ኢንተሊጀንስ" እተምህር ዩኒቨርስቲ'ያ።

*** እቲ ትምህርቲ ብከፍሊት ድዩ?**

- ሓለፍቲ ናይቲ ዝሰርሓሉ ዝነበርኩ ሆስፒታል ባዕልና ክንከፍለልካ ኢሎምኒ ነይሮም። እንተኾነ ክቱሓዝ ስለዘይደለኹ ባዕለይ ከፊለ ክመሃር ወሲነ። ኣብዚ ክዝከር ዝደሊ ኽዚ ተክኖሎጂ ናይ ምምሃር መደብይ ካብ'ቲ ዘዕበዩኒ ኣቦይ ጀሚሩ ብዙሓት ተቓዊሞምኒ'ዮም። ንሸኻ ናይ ሕክምና እምበር ናይ ኮምፕዩተር ሰብ ኣይኮንካን ተባሂለ። እንተኾነ ኣትየዮ። ኣብ ቀዳማይ ሰሚስተር ጸቡቕ ነጥቢ ኣምጺኤ። በዚ ተተባቢዐ ኣብ ርእሲ'ቲ ስራሕ ትምህርተይ ብ"ኦን ላይን" ምስ ካልእ ዩኒቨርስቲ ብምርኻብ ፍልጠተይ እናዕበኽዎ ከይደ። ኣብቲ ላይብረሪ ናተይ ናይ ኮምፕዩተር ላብራቶሪ ብምግባር ብፍልጠት እናዓበኹ ከይደ።

ናይ ኣፕል፡ ማይክሮሶፍት፡ ፌይስቡክ፡ ዓሊባባን ኣማዞንን ዝተባህላ ካምፓኒታት ናይ ዓሰርተ ዓመት ሚልዮናት ፋይናንስያዊ ዳታ (streaming data)፡ "ኣርቲፊሻል ኢንተሊጀንስ"፡ ሓሙሽተ ዝተፈላለዩ ናይ ቢግዳታን ቢዝነስ ኢንተሊጀንስን መሳርሒታት ተጠቒመ ተንቲነዮ። ናይ'ተን ትካላት ናይ 2019 ፋይናንስያዊ ኩነታት ከመይ ክመስል ምዃኑ ድማ ትንቢተይ (forcast) ሂበ። በተን ትካላት ጸቡቕ ኣለኻ ዝብል ግብረ-መልሲ ተዋሂቡ። በዚ ጸቡቕ ውጽኢተይ ምኽንያት ብ"ኦራክል" ዝበሃል ናይ ሓበሬታ ተክኖሎጂ (IT) ካምፓኒ ናይ ሓደ ዓመት ፍሉይ ስልጠና (mentorship) ተዋሂቡኒ። እዚ ድማ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ኣብ ዝካየድ ምርኽሾፓት ብናጻ ንኽሳተፍ ዕድል ከፊቱለይ። ድሕሪኡ "Decision resource group" እትበሃል ካምፓኒ ናብ'ቲ ዩኒቨርስተይ ብምምጻእ ቃለመሕትት ኣካይዳትለይ። እዛ ካምፓኒ ናይ ክንክን ጥዕና መጽናዕቲ ንመላእ ኣመሪካ፡ ኣውሮጳን ኤሲያን




እትህብ'ያ። ካብቶም ምስኣ ክሰርሑ ዝመረጸቶም 167 ሰባት ሓደ ክኸውን ክኢለ። በዚ ድማ ዳታ ሳይንቲስት ኮይነ ተቖጺረ። ኣብ ማእከል ከተማ ለንደን ኣብ ዝርከብ ሊቨርፑል ስትሪት ስራሕ ጀሚረ።

*** እንታይ ትሰርሕ ነይርካ ማለት'ዩ?**

- ኣነ ናይ ሰለስተ ሃገራት ማለት ናይ ብራዚል፡ ዓዲ እንግሊዝን ኖርወይን ናይ ሕክምና ሕማም ሸኮር ዳታ ብምውሳድ መጽናዕቲ ገይረ። ዕላማይ ነቲ ብ18 ፕሮፌሰራት ኣብ ዩኒቨርስቲ ኦፕሳላ ዝተበጽሐ መደምደምታ ምርግጋጽ'ዩ። እቶም ፕሮፌሰራት ሕማም ሸኮር ክልተ ዓይነት ጥራይ ኣይኮነን ሓሙሽተ'ዩ ኣብ ዝብል መደምደምታ'ዮም በጺሖም። ነቲ ካብ ሰለስተ ሃገራት ዝተኣከበ ዳታ ብኣድለይቲ ሶፍትዌራት ምስ ተንተንክዎ ሕማም ሸኮር ሓሙሽተ ዓይነት ምዃኑ ኣርእዩኒ። ስለዚ ኣረጋጊጸሎም ማለት'ዩ። ውጽኢተይ ናብ'ቶም 18 ፕሮፌሰራት ኣቕሪበዮ። በዚ ድማ ካብ ቦርድ ኦፍ ኣዋርድስ ዝበሃል ትካል ዓዲ እንግሊዝን ኣየርላንድን ናይ መዳልያ ሽልማት ክወስድ ኣብ ምቕርራብ ኣለኹ። እቲ ጽንብል ኣብ ሓምለ ክካየድ'ዩ።

*** ብዛዕባ መጽናዕትኻ ዝያዳ መብርሂ እንተትህበና**

- ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብ ዓለም 1365 ዓይነት መድሃኒት ሕማም ሽኮር'ዩ ዘሎ። ኣብ ሃገርናን ካልኦት ብዙሓት ሃገራትን እቲ "መትፎርሚን" ዝበሃል'ዩ ዝወሃብ። ናተይ መጽናዕቲ እንታይ ዓይነት መድሃኒት'ዩ ዝያዳ ክፈረን ክወሃብን ዘለዎ ንምእማት ዝሕግዝ'ዩ። ኣብ ክንዲ ኩሉ'ቲ ዘሎ መድሃኒት ኣብ ሰብ ዝፍተን ኣብዚ ናተይ ናይ ዳታ ትንታነ ተመርኲሶም ኣብቲ ዝያዳ ዘድምዕ ከድህቡ ይኽእሉ ማለት'ዩ።

*** ናይ መዳልያ ሽልማት ብኸመይ እዩ ዝዕቀን?**

- ብነጥቢ'ዩ። ዲስቲንክሽን ዝበሃል ካብ 70 ንላዕሊ ነጥቢ እንተለካ'ዩ። ናተይ ልዕሊ 90'ዩ ነጥበይ። እዚ ማለት ኣብነታዊ (exemplary) ይብሃል።

*** መጽናዕትኻ ምስ ወዳእካኸ?**

- ኣብ ኣውሮጳ ሃደንቲ ብሉጽ ሓንጎል (head hunters) ዝበሃሉ ኣለዉ። ንሩፅ ተመሃራይ ገና ትምህርቱ ከይወደአ'ዮም ስራሕ ዘማጽእሉ። ኣነ ናይ ዓሰርተ ሓደ ካምፓኒታት ናይ ስራሕ ጠለብ መጺኡኒ። ካብዚኣን ምስ ሓንቲ ካንሰር ኮድ 10 እትበሃል መድሃኒት ካንሰር ንኽርኩብ መጽናዕቲ እተካይድ ትካል ናይ 10 ዓመት ናይ ስራሕ ኩንትራት ክፈራረም ተሰማሚዐ ኣለኹ። ህይወተይ ኣብ መጽናዕቲ (research)፡ ሰናይ ኣበርክቶ፡ ምህዞን ምምህርናን ከሕልፎ'የ ዝደሊ።

*** ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብ ኤርትራ ኢኻ ወለንታዊ ኣበርክቶ ትገብር ዘለኻ፡ ካናባና እትብሃል ትካል'ውን ኣሎትካ፡**

- እወ ኣዚ ብዙሕ ክፍሊት ክረኽበሉ ዝኽእል ስራሕ ገዲፈ'የ ናብዚ መጺአ፡ "ካናባና" ካባና ናባና ንዓና ማለት'ዩ፡ ኣብ ሓደ ዋዕላ ናይ መንእሰያት ህግደፍ'የ ካብ ሓንቲ ብጸይቲ ነታቃል ሰሚዐያ፡ ንሕናውን ካባና ናባና ብኣና ክንገብሮ እንኽእል ኣበርክቶ ክህሉ ኣለዎ ብምባል ክውን ንምግባሩ ተበጊሰ፡ ኣብቲ ዋዕላ ኤርትራውያን ክኢላታትን ሃገርም ኣበርክቶ ክገብሩ ጻውዒት ቀሪቡ ነይሩ፡ በዚ መሰረት ንብጻይ የማ ጉብረኣብ ምስ ሓበርክዎ መንገዲ ኣጣጢሑለይ ናብ ኤርትራ ክመጽእ ክኢለ፡ ቅድሚኡ ንሃገረይ ገለገለ ኣድላዪ ዝበልክዎ ኣቑሑ ብኮንተይነር ከምኡውን ናይ ሕክምና መጻሕፍቲ ምስ ማሕበረሰብ ኣስሎ ኮይነ እልእኽ ነይረ'የ፡ ብዘይካ'ዚ DHIS2 (District health information system) ኣብ ኤርትራን ኽኣቱ ተበግሶ ወሲደ፡ ሚኒስትሪ ጥዕና ምሉእ ብምሉእ ይጥቀመሉ ኣሎ፡ ካብ ደገ ሐዘዮ ዝመጸኣኩ ICD 11 (International classification of disease) ዝተባህለ ኣጽርታዊ ኮድ (diagnoses code) ሓደሽ ሶፍትዌር ተኸልናዮ ጽቡቕ ይሰርሕ ኣሎ፡ ኣብ መርመራ ዝጠቅም ኮይኑ ልክዕ መድሃኒት ክትህብ ይሕግዘካ፡ ኤርትራ ኣዚ ኣጽርታዊ ኮድ'ዚ (ICD-11) ዘእተወት ቀዳመይቲ ሃገር ኣብ ኣፍሪቃ'ያ፡

ኣብዚ እዋን'ዚ ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕና ዘሎ ዳታ ኣብ ክንዲ ብወረቓትን ብበይኑን ዝኸውን ናብ ዲጂታል ተቐዪሩ ብኔትዎርክ ከምዝራኸብ ንምግባሩ ንሰርሕ ኣለና፡ እዚ ስራሕ ቅድሚ ሕጂ ብቻይናውያንን ኢጣልያውያንን ተፈቲኑ ኣይተዓወተን፡ ብኣና ግን ተዓዊቱ ኣሎ፡

መጽናዕቲ ጥዕናዊ ክንክን ሃገርና ንኽፍጸ. 16 ዕላማታት ዘለዎ ፕሮጀክት ሒዘ መጺአ፡ ሓንቲ ካብኣን ኤለክትሮኒካዊ ሰነድ ሕክምናዊ ሓበሬታ እትብሃል'ያ፡ ኣዚ ኣብ ኤርትራ እንገብሮ ዘለና ፕሮጀክት ኣብ ሃገረን ክንገብረለን ድሮ ካብ ኢትዮጵያ፡ ሱዳን፡ ሶማልያን ዱባይን ጠለብ መጺኡና ኣሎ፡

*** እዚ ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕና እትገብርዎ ዘለኹም ፕሮጀክት እንታይ እዩ ዝጠቅም?**

ኣብ ሆስፒታል ሓኪይምን ተሓከምትን ኣለዉ፡ ኣዚ ዘመሓድር ኣካል ድማ ኣሎ፡ እቲ ተሓካሚ ግቡእ ሕክምናዊ ፍወሳ ክረክብ እንተኾይኑ ናይ ጥዕና ታሪኹ ምፍላጥ ኒቲ ሓኪም የገድሶ፡ ቅድሚ ሕጂ መኣስ ንሕክምና መጺኡ? እንታይ ተመርሚሩ? እንታይ ውጽኢት ተረኺቡ? እንታይ መድሃኒት ተዋሂብዎ? ወዘተ. ዝብል ናይ ኩሉ ዓመታት ኩነታቱ ዝገልጽ ሓበሬታ ኣብ ሓደ ክሰፍርን ዝምልከቶ ብቐሊሉ ክረኽቦን ኣለዎ፡ ኣዚ ሓበሬታ ተሓካሚን ሓኪምን ኣብ ዝኾነ ቦታ ናይ ሃገርና ይሃልዉ ብዘየገድስ ብቐሊሉ ኣብ ኮምፕዩተር ክረኽብዎ ክኽእሉ ኣለዎም፡ ኣዚ ንምትግባር ኢና ንጽዕር ዘለና፡ ኣዚ ንምስራሕ ዓቢ ሶፍትዌር የድልየካ "Electronical Medical Record System" ይበሃል፡ ሰሪሕናዮ ኣለና፡ ምዕቡል ሶፍትዌር'ዩ፡ ኣብ ሞባይልን ካልእ መሳሪሒታትን ክንጥቀመሉ እንኽእል'ዩ፡ እዚ ሶፍትዌር'ዚ ብ72 ሰዓት'ዩ ክሰራሕ ዝኾነሉ፡ እንተኾነ ኣሃን ሰለስተ ኣብ ለንደን ዝርከቡ ኣባላት ካናባና ዝኾኑ ሰባትን (ክልተ ህንዳውያን ሓደ ኤርትራዊ) ንሰርሖ ኣለና፡፡ውሕስነቱ ልዑል'ዩ፡ ኣብዚ ኣርቲፊሻል ኢንተልጀንስ ተጠቒምና ኢና፡ ኣዚ ሶፍትዌር ፈቲንናዮ ይሰርሕ ኣሎ፡

እዚ ፕሮጀክት ኣብ ግብሪ ምስ ወዓለ ሪጋ የጉድል፡ ግዜ ይቖጥብ፡ ሕክምናዊ ኣገልግሎት የዕቢ. ብዓቢኡ ድማ ብደረጃ ሃገር ክግበር ንዘኽእል መጽናዕቲ ይሕግዝ፡

እዚ ስራሕ ኽዕወት ዘኽኣለ ቀንዲ ረቛሒ. ግን ብሚኒስትሪ ጥዕና ዝቖመ 17 ዶክተራት ዘለውዎ ናይ ኣማኻሪ ጉጅለ'ዩ (stirring committee)፡ ኣባላት እዛ ኮሚቲ ኣብቲ ሶፍትዌር ክጠቓለል ዝድለ ይገልጹልና፡ ኣብኡ ተመርኲስና ንሰርሕ፡ ስለዚ. እዚ ሶፍትዌር ካብ ደገ ዝመጽአ ኣይኮነን፡ ብናትና ዓቕሚ ንዓና ዘድልየና፡ ንናትና ኩነታት ብዘጥዕምመንገዲ ዝተሰርሐ'ዩ፡ ብሓጺሩ ካናባና'ዩ፡ ከምዚ ክኸውን ዝኸኣለ ድማ ሳላዛ ኮሚተ'ዩ፡ ከምዚ ክኸውን ዝኸኣለ ድማ ሳላዛ ኮሚተ'ዩ፡ ንኽብርቲ ሚኒስተር ኣሚናን ኣዚ ስራሕ ክውን ንምግባር ዝጸዓሩ ኩሎም ሓለፍቲ ሚኒስትሪ ጥዕናን ኣመስግን፡ ኤርትራ ኣዚ ክትጥቀም ዝኸኣለት ቀዳመይቲ ሃገር ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ምኻና ደስ ይብለኒ፡

*** ዲጂታል ይኸውን ኣሎ ማለት ድዩ?**

እወ፡ ግን ኩኖ ዲጂታል ምግባር ዘድሊ. ነገር ኣሎ፡ ንሱ ድማ ናይ ኣሰራርሓ ልምዲ ምቕያር'ዩ፡ በሮ ዝለመደት ኢድ ናብ ኮምፕዩተር ክትሰዳ ቀሊል ኣይኮነን፡ ስለዚ. ንኣዋርሕ ዝኸይድ ስልጠና ክህብ'የ፡፡ብዙሓት ናይ ዳታ





በይዝ ኣመሓደርቲ ንኸፍሪ'ውን ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕና ስልጠና ኣብ ምሃብ እርከቡ።

*** ብዘይካ ምስ ሚኒስትሪ ጥዕና ምስ ካልኦት ትካላትውን ርክብ ኣለካ**

ንዝገራዊ ላባራቶሪ ሓደ ሶፍትዌር ክሰርሓሎም ተበጊሰ ኣለኹ። ኣሰራርሓ ባንክ ኤርትራ ንምሕያል እንታይ ክንገብር ንኽእል ኣብ ምዝርራብ ኣለና። ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ድማ ኢንተራክቲቭ ዳሽ ቦርድ ዝበሃል ኣሰራርሓ ንምትእትታው ስልጠና እሀብ ኣለኹ።

ኣብ ኮሌጅ ጥዕና ውበሳይት፣ ሶፍትወርን ድጅታል ቤትንባብን ኣብ ምስራሕ'ውን እነጥፍ ኣለኹ።

*** ብደረጃ ሃገር ብቴክኖሎጂ ክንዓቢ እንተኾይንና እንታይ ክግበር ኣለዎ?**

እቲ ቀንዲ ተበግሶ'ዩ። እቲ ካልኣይ ኣብዚ ዘለናዮ ከመይ ንበገስ ምጽናዕ'ዩ። እቲ መንእሰይ ኣብ ምርምር (research) ክኣምን ኣለዎ። ዝኢ ክገብር እንተላይ ናይ ካልኦት ሃገራት ምዕባለ ክርኢ ዕድል ክረኽብ ኣለዎ። እዚ ናትናን ናይ ካልእን ንኸነጻጽር ይሕግዞ። ምርምር ዝዓበየ ጥቕሙ መሃዝቶት ዘዕቢ ምዃኑ'ዩ። ሓደ ጸገም ይህሉ፣ ካልኦት እንታይ ገይሮም ተጸንዕም ዘይተመለሰ እንተኾይኑ ባዕልኻ ፍታሕ ክትምህዝ ትድረኽ። ስለዚ መጽናዕቲ መሰረት ምዕባለ'ዩ። ስልጠናታትን ትምህርትን ሓበሬታ ተክኖሎጂ ድማ ብጉዙበርን ክልሰላሰበን ክወሃብ ኣለዎ።

ብዙሓት ሃገራትዝጥቀማሉ ሜላ'ውን ኣሎ። ውልቀ ተመሃሮ ዩኒቨርስቲ ዝገብርዎ መጽናዕቲ ብገንዘብ ይተሓገዙ፣ብደረጃ ሃገር ድማ ይጥቀምሉ። ሽሉል ኢልካ ዝግደፍ የለን።

ካልእ ኣብ ምዕባይ ተክኖሎጂ ኣገዳሲ ነገር ውሕስነት ዳታ ምርግጋጽ እዩ - ከይሰረቕ ከይበላሾ። ክወጽእ ዝግቡእ ሓበሬታ ግን ክወጽእ ኣለዎ - ክተሓዝ የብሉን። እዚ መሃዝቶትን ሓደስቲ ሓሳባት ኣብ ምምጻእን ዓቢ ግደ ኣለዎ፣ዳታ ወሳኒ ተራ'ዩ ዘለዎ። ብዘይ ዳታ መጽናዕቲ ክትገብር ኣይትኽእልን ኢኻ። ዳታ ኣብ ዘለዎ ተክኖሎጂ ኣሎ፣ ተክኖሎጂ ኣብ ዘለዎ ድማ ምዕባለ ኣሎ።

መንፈስ ናይ ጋንታ ስራሕ (team work) ድማ ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ። እዚ እንተዘየለ ምዕባለ ይጓተት። ናተይ ዓቕሚ ድሩት'ዩ፣ ናትካውን ድሩት'ዩ። ክልቲና እንተ ተጠሚርና ግን ብቑዓት ንኸውን። ብዙሓት ብቑዓት ተደሚሮም ከኣ ሃገር የማዕብሉ።




መንእሰያት ብዙሕ ክርእዩ ዕድል ክረኽቡ ኣለዎም። ንሓድሕዶም ዝመያየጥሉ ናይ ሳይንስ ናይ ዘተ ዕድላት ክፍጠረሎም'ውን ኣገዳሲ'ዩ። ኣብ ኦስሎ - ኖርወይ ዓርቢ ዓርቢ ብቐጥታ ዝፍኖ ናይ ዘተ መኣዲ ኣሎ። ፕሮፌሰራት'ውን ይሳተፍዎ። ንዓይ ኣዝዩ እዩ ዝጠቕመኒ። ቀጻሊ'የ ዝሳተፎ። ተረፈ ኣይፈልጥን።

ብሓፈሻ ክንርእዮ እንከለና፣ ብቑዓምነት ወጥን ክወጽእ ኣለዎ። ተክኖሎጂ ደሊኻ ግን ከኣ ፈራሕካ ዝኸውን ኣይኮነን። ካብ ማእከላይ ደረጃ ወይ ቅድሚኡ ኣትሒዙካ ተመሃሮ ምስ ተክኖሎጂ እናተላለዩ ክመጽኡ ኣለዎም። ከምኡ እንተተገይሩ ባህሊ እናኾነ ይመጽእ። ምዝሓል ድማ ኣየድልን ክንቅልጥፍ ኣለና።

*** ኤርትራ ኣብ ምዕባለ ተክኖሎጂ ጸቢቕ ክትከይድ ትኽእል'ያ ዝብል ገምጋምዶ ኣለካ?**

ብኣካል መጺአ ኣብዚ ዘለዉ መንእሰያት ምስ ረኣኽዎም ሚእቲ ካብ ሚእቲ ኣብ ሓጺር እዋን ምዕባለ ተክኖሎጂ ክመጽእ ከምዝኽእል ተኣማሚነ፣ደርድኣ'ዩ ተክኖሎጂ ክኣቱ እንከሎ ስክፍታታት ኣሎ። ባህሊ፣ ዝተለምደ ኣሰራርሓ ትካላት ትቕይር ስለዘለኻ ምስኡ ዝመጽእ ጽልዋታት ኣሎ። እንተኾነ እዚ ክስገር ዝኽእል'ዩ። ብወገነይ ናይ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝሓየለ ዳታ በይዝ ኣብ ኤርትራ ክኸውን'ዩ ዝብል እምነት'ዩ ዘለኒ። ምኽንያቱ ዓቕሚ ዘለዎም መንእሰያት ኣለዉና። ቦታና ድማ ስትራተጂያዊ እዩ።

*** ናብ መንእሰያት እተሕልፎ መልእኽቲ እንተሎ?**

ካብ ትዕዝብተይ ክብሎ ዝደሊ መንእሰያት ኣብ ምሕደራ ግዜ ዕቱባት ክኾኑ ከምዘለዎም ምዝኽኻር'ዩ። ናይ ሓደ ሰብ ህይወት ብግዜ'ዩ ዝልካዕ። ግዜይ እንተሂበካ ህይወተይ እህበካ ኣለኹ። ዝሓለፍ ግዜ ስለዘይምለስ ብግቡእ ክንጥቀመሉ ኣለና።

*** ናይ ግዜ ምሕደራኻ ከመይ ደዩ?**

- ማሕበራዊ ህይወት የብለይን ደዩ!? ከይትብለኒ ደኣምበር፣ ዝበዝሐ ግዜይ ኣብ ስራሕ'የ ዘጥፍኦ። ኣብ መዓልቲ ካብ 16 -17 ሰዓት'የ ዝሰርሕ። እታ ግዜ ብግቡእ እንተዘይተጠቒመላ ዓቕለይ እዩ ዝጸበኒ። ስለምንታይ ግዜይ ባኺኑ ኣለ ንሱበሰይ እወቅሶ። ምሕደራ ግዜይ ጽፉፍ'ዩ ክብል እኽእል። መዓልታዊ ክገብሮ ዘለኒ ነገራት ብሰዓታት እጽሕፎ'የ።

ኣብ ሃገርና ዝኾነ ሰብ ብዘይ ቆጸራ የዕልለኒ፣ ኣብ መንገዲ ጠጠው ኣቢሉ'ውን ከመይ ከምዘለኹ ይሓተኒ። ይግደሰለይ ስለዘሎ ግዜይ ሂበ የዕልሎን ይምልሰሉን። ገሊኡ ግዜ ግን ይበዝሕ'ዩ ሓቂ ዘረባ!

*** የቐንየልና ያቑብ ግዜኻ ስለዝወፈኻልና።**

ኣካዳሚ

ጀሚል ሰዒድ

# ብቑዕ ሞያተኛ ንምኳን ትዳሎዶ?

ትምህርቲ፡ ንኣእምሮ፡ ባህርዩን ኣካላዊ ተኽእሎን ናይ ሓደ ሰብ ቀጥታዊን ዓብዩን ጽልዋ ዘሎዎ ተመኩሮ እዩ። ብግብሪ ኸኣ፡ ሕብረተሰብ ንእኩብ ፍልጠቱ፡ ክእለቱን ክብሪታቱን ካብን ናብን ወለዶታት ደይ-መደይ ኢሉ ዘሕልፈሉ መስርሕ እዩ። ሕብረተሰብ ንሓደስቲ ወለዶ ዕዉት መጻኢ ንኽህሉዎም ብትምህርቲ ገይሩ ግደኡ ይጻወት። ተመሃሮ ዕዉታት ንክኾኑ እንታይ ዝበለ ክእለታት ክህሉዎም የድሊ? ተመሃሮ ክእለቶም ከማዕብሉ ብምንታይ ክጽመዱ ኣለዎም? እቲ ክጥረ ዝድለ ክእለታት፡ ብኸመይ ዝበለ ኣገባባትን ንጥፈታትን ኣብ ክፍሊ፡ ኣብ ተመሃሮ፡ ክሰረቱ ይኽእሉ? ዝብሉን ካልኦት ዓበይቲ ሕቶታትን እናልዓሉ፡ ዕዉት መጻኢ ናይ ሓደስቲ ወለዶ ክፈጥሩ ይቃለሱ። ዕዉት ሕብረተሰብ እምበር እቲ ኣብ ተካእቲ ወለዶኡ ንእኩብ ፍልጠቱ፡ ክእለቱን ክብሪታቱን ብዝለዓለ ሚእታዊት ዘሰጋግር እዩ።

ተመሃሮ እቶም ንመጻኢ ዝውንኑ ወለዶ እዮም። ተመሃሮ ብመገዲ ትምህርቲ ኣቢሎም ዘጥርዩዎ ክእለትን ሞያን ብዙሕ እዩ። ትምህርቲ ኸኣ ብእተፈላለዩ ኣገባባት'ዩ ዝመሓላለፍ። ኩሉ ተደሚሩ ኸኣ ዝሓሸ መጻኢ ሓደስቲ ወለዶታት ንምጥጣሕ የገልግል። ተመሃሮ፡ ንመጻኢ ብቑዓት ሰባት ኰይኖም ምእንታን ክቕበሉዎ፡ ካብ ግዜ ትምህርቶም ኣትሒዞም ከማዕብሉዎ ዝግብኦም ብርክት ዝበለ ክእለታት ኣሎ። ንገለ ካብኡ ንሎሚ ከነቕርቦ ኢና። እዚ ብመገዲ ቤት ትምህርቲ ኩነ ካልእ ዝጥረ ሞያ ብቑዕ ንምኳን ዝሕግዝ እንዶታት እዩ። ተመሃሮ ብዝፈለጥዎን ዝዘክርዎን ዓቕን ካብ ምግምጋም ወጺኦም፡ በቲ ናይ ምግባር ዓቕሞምን ድሉውነቶምን ምእንታን ክግምገሙ፡ በቲ ዝመሃሩዎ



ኣቢሎም ሞያን ክእለትን ከም ዘማዕብሉ ምግባር የድሊ። እዚ ኪንዮ ንዕኦም ተባሂሉ ክግበር ዝከኣል ኣገባባት፡ ተመሃሮ'ውን ምስ ዲጂታላዊት ዓለም ዘቃድዎም ክእለታት ከጥርዩ ምእንታን ባዕሎም ነብሶም ከዕብዩ'ውን ዝዓበየ ግዴታኦም'ዩ።

### ረዓሚ ኣተሓሳስባ፡

እዛ ኣርኪብናላ ዘለና ዲጂታላዊት ዓለም፡ ነገራት ብዝለዓለ ዕጽፊ ቅልጣፈ ይቀያየሩላ ኣለዉ። ሓደ ፍልጠት፡ ኣተሓሳስባ፡ ክእለትን ሞያን ከም ዘለዎ ኣብ ዝነበሮ ደው ኢሉ ክጸንሕ ዘሎ ተኽእሎ ኣዝዩ ናብ ባዶ ደረጃ ገጹ ወሪዱ ይርከብ። ኣብ ዝኸነ ጽላት ስራሕ ዝሳተፍ ሞያተኛ ነቲ በብእዋኑ ዝለወጥ፡ ዝዓቢን ዝዓሙቕን ፍልጠት፡ ማዕረ ማዕረኡ እናጉየየ ክስዕቦ ይግደድ። ናይ መጻኢ ሰራሕተኛታት፡ ነቲ ብዘይዕረፍቲ ዝቀያየር ኵነታት ክለምድዎን ክቦቕዕዎን ምእንታን፡ ንሓድሽ ፍልጠት ቅልጡፍን ውጽኢታዊን ናይ ምምሃር ልምዲ ክህሉዎም የድሊ። ተመሃሮ ኣብቲ ዝመሃሩሉ ግዜ ነዚ ልምዲ እዚ ኣማዕቢሎም ክጸንሑ ይግባእ።

### ናይ ምብህሃል ክእለት፡

ምብህሃል ክእለት የድልዮ እዩ። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ምብህሃል ሓደ ካብ ኣገደስቲ ክእለታት ናይ ብቑዓት ሰባት ኰይኑ ክቐርብ ጸኒሑ። እዚ ክእለት እዚ ኣብታ ዘይዲጂታላዊት ዓለም'ኳ ከይተረፈ ኣገዳሲ ዝነበረ'ዩ። ገና ሕጂ'ውን ኣብዛ ዘመናዊት ዓለም ካብቶም መፋትሕ ብቕዓት ኰይኑ ይቕጽል ኣሎ። ናይ መጻኢ ሰራሕተኛታት ወይ ሞያተኛታት፡ ናይ ሎሚ ተመሃሮ፡ ምስ መሳርሕቶም፡ ኣሰራሕቶምን ካብኡ ወጻኢ ዝርከቡ ሰብን ብቐሊሉ ዘቃርቦም ናይ ምብህሃል ክእለት ከማዕብሉ የድሊ። ተመሃሮ ጽባሕ ብቑዓት ሞያተኛታት ንክኾኑ ናይ ምብህሃል ክእለቶም ገና ካብ እዋን ንእስነቶም ከኰስኩሱዎ የድሊ።

### ብሓባር ናይ ምስራሕ ክእለት፡

ዝበዝሐ እዋን ኣብ ትምህርቲና፡ ምስ መማህርትና ተሓባቢርና ንሰርሕዶ? እወ ንሰርሕ ኢና። ንኣብነት ዕዮ ገዛ ብሓባር ኴንና ኣብ ንሰርሓሉ እዋን፡ መምህርና

ብሓባር ከም ዝሰራሕና ካብ መልሲና ምስ ኣስተውዓለ እንታይ ይብለና? ፍሉጥ'ዩ 'መን'ዩ ቀዲሙ? መን'ዩ ኣቕዲሙ?' ኢሉ በትሪ መወጣወጠልና። ገለ ተመሃሮ ኣብ ውልቃዊ ውድድር ምስ ኣተዉ፡ እቲ ዘይተረድኦም ኣብ ክፍሊ እንተ ሓቲቶም 'ካልኦት ተለኪሞም ክፈልጡ'ዮም' ኢሎም ስለ ዝሓስቡ ደድሕሪ መምህር ደገ ወጺኦም ዝሓቱ'ውን ኣለዉ። ተመሃሮ ብሓባር ዝሰርሑላ ሓንቲ ኣጋጣሚት 'ፕሮጀክት' እያ። ንሳ'ውን ኣብ ሓደ ሰሚስተር ልዕሊ ሓደ ግዜ ትኸውን ኣጋጣሚ ውሑድ'ዩ ዝነበረ። ብሓባር ከመይ ኢልካ ከም ዝስራሕ ክይፈለጡ ናብ ስራሕ ዓለም ምስ ዝኣትው፡ ንዕኦምን ነቲ ዝቖጸሮም ትካልን ጸገም ይኾኖም። እዚ እቶም ኣብዚ እዋን ተመሃሮ ዘለዉ፡ ብሓባር ናይ ምስራሕ ልምዲ ካብ ሕጂ ከጥርዩ የድልዮም። ንኸምኡ ዝሕግዝ ኣገባብ ኣማህራ ድማ ድልዋት ገይሩ የዕብዮም።

## ሃያሲ ኣተሓሳስባን ግድል ናይ ምፍታሕ ክእለትን፥

ሃያሲ ኣተሓሳስባ ንነገራት ኣርቂቑ ብብዙሕ ኣንፈ ፈቲሹ፡ ርሒብ ርድኢት ዝፈጥር ኣተሓሳስባ እዩ። ንሓደ ነገር፤ ፍልጠት፡ ሓድሽ ሓሳብ፡ ቴክኖሎጂ፡ ወዘተ. ኣዚሩ ብምርኣይ ግንዛበ የዕቢ። 'ሃያሲ ኣተሓሳስባ' ከም ክእለትን ብቕዓትን'ዩ ዝቖጸር። ከምዚ ዓይነት ኣተሓሳስባ ወይ ክእለት ዘሎዎም ሰብ ኣብ ዝኾነ ቦታ ስራሕ ተጠመትቲ'ዮም። ሓደ ሞያተኛ ክህልዎ ካብ ዘለዎም ክእለት ድማ ሓደ'ዩ። ሓደ ሞያተኛ በዚ ኣተሓሳስባ ዝተኸሰኰሰ እንተ ዘይኰይኑ መዓልታዊ ንዘመጽእዎ ግድላት ክፈትሕ ክጽገም ይኽእል። እዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ክገጥሙ ንዝኽእሉ ሽግራት ኣብ ምፍታሕ ሓጋዚ'ዩ። ተመሃሮ ሃያሲ ኣተሓሳስባ ክማዕብሉ፡ እቲ ስርዓተ ትምህርቲን ከባቢኦምን ክሕግዞም ይግባእ። ተመሃሮ ብገዛእ ተበግሶኦም'ውን ከማዕብሉዎ የድሊ።

## ኑብስ ምምሕዳር፥

ሓደ ብባዕሉ፡ ኣብ ካልኦት ከይተጸበየ፡ ከይተወከለ ወይ ከይተመርኰሰ፡ ክምድብ፡ ከመሓድር፡ ክፈጥርን ክፍጽምን ይኽእል። እዚ ኑብስኻ ባዕልኻ ናይ ምምሕዳር ዓቕሚ ንሓደ ሞያተኛ፡ ብዓል ድስፒሊን፡ ብጉስ፡ ርእሰ ተኣማንነት ዘሎዎ ሰብ ይገብሮ። ተመሃሮ ኑብሶም ኣመሓዲሮም ዝሸድሉ ልምዲ፡ ገና ካብዚ ዘለዉዎ ደረጃ ኣትሒዞም ከጥርዩ ይድለ።

## ኩርኳሪ ምኳን፥

ሕቶ መበገሲ ኵሉ ፍልጠትን ምህዞን እዩ። ብዘይ ሕቶ ሓንቲ እተረኽበት ፍልጠት የላን። ኣይዛክ ኒውቶን ኣብ ትሕቲ ገረብ ቱፋሕ ኮፍ ኢሉ እንከሎ፡ ሓንቲ ፍረ ካቡቲ ገረብ ወዲቓ ኣብ ኑብሱ ዓለበት። ከባቢኡ ቀሊሕሊሕ እንተ በለ ሰብ-የለ ገለ-የለ። 'እሞ ከመይ ኢላ ባዕላ ትወድቕ?' ኢሉ ንኑብሱ ሓተተ። ንሕቶኡ ክምልስ ከኣ ብዙሕ ነገር ኩርኵሩ ፈሊጡ፡ ንዓለም 'ስሕበት መሬት' ዝብሃል ከም ዘሎ ነገራ። ኣብ እተፈላለየ ኵነታት፡ ኣጋጣሚታት፡ ክስተታት ዝልዓል ሕቶ'ዩ ናብ ፍታሕ ዝወስድ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ተመሃሮ ክመሃሩ እንከለዉ ጊር ዝብሎ እልቢ ዘይብሉ ኣምራት ኣሎ። ነዚ ኣምራት ኣጥዒኻ ናይ ምፍላጥን ምኹርኳርን ወኒ ንዘኾነ ተመሃራይ ክህሉዎ የድሊ። ንዝመጽእ ሕቶ ክሓትት፡ ነቲ ዘይተመለሰሉ ኸኣ ባዕሉ ኣሊሹ መልሲ ናይ ምርካብ ወኒ ከማዕብል የድሊዩ። ብኸምዚ ልምዲ ዝዓበ ተመሃራይ፡ ነቲ ጽባሕ ብዓል ሞያ ኰይኑ ዝሰርሓሉ ዓውዲ፡ እናሓደረ ከም ወሓዚ ማይ ከሕድሶ ክኑብር'ዩ።

## ናይ ተክኖሎጂ ክእለት፥

ዓለም ካብዚ ዘለናዮ መዋእል ጀሚራ ዲጂታልዊት ኰይና ኣላ። ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ተክኖሎጂ እናደጀተላ ይኸይድ ኣሎ። ኣብዛ ዲጂታል ዓለም፡ ተክኖሎጂ ብእተፈላለየ መልክዕ ኣብ ኵሉ በጺሑ ይርከብ። ነዚ ዕጣቓት ተክኖሎጂ ንምልማድ ኣብ ገለኡ ዝሑል ኣብ ገለኡ ኸኣ ቀልጡፍ እዩ። ዝዓንበበ ተክኖሎጂ ገና ብእዋኑ ዘይምምላኹ፡ ካብ ዓለም ከም ምብሕታው ክውሰድ ይከኣል። ካብታ መሰረት ናይ ኵሉ ኰይና ዘላ ኮምፒዩተር ጀሚሩ፡ ክሳዕ እቲ ዝዓበየ ምስ ሞያኡ ዝሰማማዕ ሶፍትዌራትን ፕሮግራማትን ክመልኽ ዘይክእል ሰብ ከኣ ባሕታዊ ኩብሃል ይከኣል። ተመሃሮ ጽባሕ ንግሆ ኣብ ናይ ስራሕ ሞያኦም ምስ በጽሑ ከይብሕትው ምእንቲ፡ ካብ ሕጂ ጀሚሮም ንሓድሽ ኵነ ዝነበረ፡ ናይ ምፍላጥን ምፍታንን ልምዲ ከጥርዩ የድሊ።

## ፈጠራውነትን ሰንዓን፥

ኣብ ከባቢኻ ዘየለ ነገር ክትፈጥርን ዝነበረ ኩተማሕይሽን ዘኽእለካ ልምዲ ከም ኵሎም ልምዲታት ክኹስኰስ ይኽእል። እዚ ክእለት'ዚ ምስቶም ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮም ነጥቢታት ይላፈን። ሃያሲ ኣተሓሳስባ ምህላው፡ 'እዚ ስለምንታይ ከምዚ ዘይኰነ?' ብምባል ብሓድሽ ዓይኒ የርኢ፣ ብእኡ ኣቢሉ ሕቶ ኣልዒሉ ኣሎ። ነቲ ሕቶኡ ክምልስ ከኣ ግድል ናይ ምፍታሕን ምኹርኳርን ልምዱ ይጥቀመሉ። ዝሕግዙዎ ሰብ በቲ ናይ ምብህሃል ክእለቱ ገይሩ ይሕውስ። በቲ ኑብሱ ብምምሕዳር ዝወሰዶ ተበግሶ፡ ዝሕግዞ ተክኖሎጂ ክዓጥቕ እዩ። ብእኡ ኣቢሉ ፍታሕ ይረክብ። ብእኡ ኣቢሉ ናይ ህይወቱ፡ ስርሑን ሕብረተሰቡን ግድላት ናይ ምፍታሕ ልምዲን ወኒን ይሓድሮ። ሓድሽ ነገር ናይ ምፍጣርን ዝነበረ ናይ ምምሕያሽን ልምዲ ዝኾነ ተመሃራይ ከማዕብሎ ዘሎዎ እዩ። ትምህርቲ ኣብ ውልቀሰባት ክገብሮ ካብ ዝኽእል ዝዓበዩ ቀውምነገር'ውን ንሱ'ዩ።

## ረቐቕቲ ክእለታት፥

ኣብያተ ትምህርቲ ንተመሃሮኣን ረቐቕቲ ክእለታት ከጥርዩ ክሕግዛ ይግበአን እዩ። ተመሃሮ ኸኣ ንቕሓቶም ብምብራኽ ንረቐቕቲ ክእለታት፤ ከም እኒ ምሕደራ ግዜ፡ ናይ ምውዳብ ሜላ፡ ኩታ ሜላ ህይወት ዘዕብዩ፡ ንኹብሪታት ሕበረተሰብ ዘማእከላ ክእለታት ክዓጥቁ የድሊ።

## ዝምድናን ኣጠማምታን፥

ተመሃሮ ኣብ ማሕበራዊ ህይወቶም ማሕቢሮም ክዓብዩ ዘድሊዮም ስምዒታት ካብ ገናኡ ከጥርዩዎ የድሊዮም። ሰብ ማሕቢሩ ስለ ዝኑብር፡ ንሓጕሱን ሓዘኑን ምስ ሰቡ ተማቒሉ ይሓልፎ። ሽግር ሰብ ምክፋል፡ ኑብሲኻ ኣብ ቦታ ካልኦት ሰብ ኣእቲኻ ምርኣይ፡ ሕያውነት፡ ንዝምድናን ምምሕባርን ኣገደስቲ ልምዲታት እዮም።



# ክፍላት ፊዚክስ

## ፊዚክስ ንብዓል መን'ዩ ዝጥርንፍ?

- መግቢ ከነብስል፡ ክዳንና ከነስታርር፡ ማይ ከነፍልሕ፡ ወዘተ. ዋዒ የድሊየና። ኣብ ወከፍ መዓልቲ ሓደ ሰብ ኣዝዩ ዓቢ ዕቑን ናይ ዋዒ ጸዓት የድሊዮ። ዋዒ ኸኣ ሓደ ክፋል ፊዚክስ እዩ።

- መሬት ምስ መሰየ ገዛና መብራህቲ ንውልዓሉ፣ ሙዚቃ ክንሰምዕ ቴፕና ኣብ ሶኬት ሰኺዕና ንውልዓ፣ እንጀራ ክንሰንክት ሞጎጎ ኤሌክትሪክ ንጥቀም፣ ሓንሳእ ስዊች ምስ ወላዕና ኤለክትሮናት በቲ ገመድ ኣቢሎም ይውሕዙ። ንጠባያትን ስሩዕነትን ናይ ኤለክትሪክሲቲ ምርምራት ዘጽንዕ ክፋል ፊዚክስ ኤለክትሪክሲቲ እዩ።

- ኣውቶቡስ ሃንደበት ደው ክትብል እንከላ እንታይ ኴንና ንሕና ንቕድሚት ንድፋእ? እተሰቐልናላ መኪና ክትብገስ እንከላ ስለምንታይ ኢና ንድሕሪት ፈግ ንብል? ንላዕሊ እተደርበየት እምኒ ስለምንታይ ትምለስ? መንኰርኰራት ጠፈር ከመይ ኢለን ንጥፈር ሰንጢቐን ኣብ ህዋ የንሳፍፋ? እዚ ሕቶታት ብኽልሰ-ሓሳባት ኢነርጂ፡ ምንቅስቓስ፡ ሓይሊ፡ ወዘተ. ዝምለስ እዩ። ነዚ ዘጽንዕ ክፋል ፊዚክስ ከኣ መካኒክስ እዩ። ብተወሳኺ ንጠባያትን ሕጊታትን ድሩቓትን ፈሰስቲን፡ ማእከል ርዝነትን ቀጻልነት ማተርን እውን የጽንዕ።

- ሓደ ኣቶም ብሓያል ፍጥነት ዘሎዎ ኒዩትሮን ወይ ፕሮቶን ምስ ተመቕለ ኣዝዩ ዓቢ ዓቢ ዓቐን ጸዓት ካብኡ ይርከብ። እዚ ጸዓት እዚ ኸኣ ጥቕሙ መወዳእታ የብሉን። ኒዩክሌሳዊ ጸዓት ድማ ይበሃል። እዚ ጸዓት ኣብ ብዙሓት ሃገራት ከም ምንጪ ኤሌክትሪክሲቲ ይጠቀማሉ ኣለዋ። ኣብ መራኽብ፡ መንኰርኰር ህዋ፡ ወዘተ. ከም ነዳዲ ኰይኑ ንኢንጂነን የለዓዕል። ካብ ሕመረት ኣቶም ንዝርከብ ጸዓት ምርኩስ ገይሩ መጽናዕቲ ዝገብር ክፋል ፊዚክስ ከኣ ኣቶማዊ ፊዚክስ እዩ።

- ንኣሰራርሓ ዓይኒና፡ ካሜራ፡ ምንቅስቓስ ብርሃን ብእተፈላለየ መተሓላለፊ ኣካላት፣ ሎሚ ንመራኸቢታት ሳተላይት ብዋጋን ቅልጣፈን ዘውድቕ ዘሎ ፋይበር ኦፕቲክስ'ዩ። እዚ፡ ሓበሬታ ኣብ ብርሃን ጽዒንካ እተምሓላልፈሉ መገዲ እዩ። ነዚኦም ዘጽንዕ ክፋል ፊዚክስ ከኣ ኦፕቲክስ ይበሃል።

***

## ሕቶ

ናብ ብርሃና ሓብተይ ምስ ከድኩ ሰለስቲኤን ማናቱ ደቃ ኣብ ኣፍደገ ካንሸሎ ኮፍ ኢለን ጸኒሐናኒ። በብሰመን ጸዊዐ እንተ ዘይሰዒመየን ምልእ ምሸት ክስሕቃኒ ስለ ዘምስያ ቅድሚ ምስዓመይ ክፈልጠን ኢለ ደው ብምባል ቀው ኢለ ጠሚተየን። ሰለስቲኤን ደው ኢለን ፍሽኽ በላኒ። እታ ብኽልተ ደቒቕ እትዓብየን ሳራ ኩሉ ግዜ ሓቂ'ያ ትዛረብ፣ እታ ማእከለይቲ ሃና ኩሉ ግዜ ሓሶት'ያ ትዛረብ፣ እታ ብኣርባዕተ ደቒቕ ድሕሪ ኩለን ዝወጸኣት ማና ኸኣ ሓንሳእ ሓሶት እንሓንሳእ ከኣ ሓቂ'ያ ትዛረብ። ስለዚ ሓሲበ ከምዚ ዝስዕብ ሓቲተየን፥

ነታ ብጸጋም ወገን ዝነበረት፡ "ኣብ ማእከልክን ዘላ መን'ያ ስማ?"

"ሳራ'ያ ኣኮይ!"

ነታ ማእከል ዝነበረት፡ "መን ኢኺ ንስኺ?"

"ኣነ ማና'የ ኣኮይ መዓረይ!"

ነታ ብየማን ጫፍ ዝነበረት ከኣ "ኣብ ማእከልክን ዘላ መን'ያ?"

"ሃና'ያ ኣኮይ ነብሲ!"

እዚ እተፈላለየ መልሲ ስለ ዘደናገረኒ፡ ሰለስተ ግዜ ደጊመ ሓቲተ በበይኑ መልሲ ስለ ዝረኸብኩ ኣብ ኣፍደገ ተዋጢረ ኣለኹ'ሞ ሓብተይ ክርእያ ኣገላግሉኒ! መን-መን እየን?

(መልሲ ቅድሚ ምርኣይኩም ፈትኑ!)

## መልሲ

እታ ቀዳመይቲ ዘላ ሳራ ክትከውን ኣይትኽእልን'ያ። ባዕላ ሳራ እንከላ ነታ ማእከለይቲ "ሳራ'ያ" ክትብላ ኣይትኽእልን'ያ። እታ ማእከለይቲ'ውን ሳራ እንከላ "ማና'የ" ኣይምበለትን። ስለዚ ሳራ እታ ሳልሰይቲ እያ። ሳራ ሓቂ ስለ እትዛረብ ከኣ እታ ማእከለይቲ ሃና'ያ። ስለዚ እታ ቀዳመይቲ ዝነበረት ማና ምዃና'ያ። ሕጂ ሓብትኻ ርኸብ ኣኮ ነብሲ!



ሕብረተሰብ

# "ብድሕሪ ሓደ ዕውት ሰብኣይ ሓያል ሰበይቲ ኣላ"

መለስ ንጉሰ

"ብድሕሪ ሓደ ዕውት ወዲተባዕታይ ሓያል ጓለንስተይቲ ኣላ" ክንሰምዕ እንክለና ብድሕሪ እቲ ሰብኣይ ሓንቲ ሓያል ጓለንስተይቲ ምህላዋ ኢና ንግምት፤ ብሓቂ ድማ እዚ ዝተባህለ ሓቂ ክኸውን ይኽእል እዩ። ብኻልእ መልክዑ ክርአ እንክሎ ግን ደቂተባዕትዮ ምእንቲ ዘፍቅርወን ደቀንስትዮ ኩሉ ልዕሊ ዝግባእ ጻዕርን ሓርኮትኮትን ስለዝገብሩ ዝያዳ ዓወት ክጉናጸፉ ይርአዩ። በዚ ድማ እዛ ጥቕሲ ኣብ ዘይቦትኣ ክትድመጽ ትርአ። ሎሚ እንርእዮ ደቀንስትዮ ምኽንያት መሀብተሚ ደቂ ተባዕትዮ ክምዝኾና ንምሕባር እዩ።

መብዘሕትና ደቂተባዕትዮ ናይ ፍቕሪ ዓርኪ ኣብ 'ንዘክረሉ እዋን ኣብ ቅድሚና ዝቐጀለና፣ ጾታዊ ርክቡ ምግፋፍ ኣንሶላ፣ ፍትወተ ስጋ፣ ናይ ተቓራኒ ጾታ ርክብ ወዘተ. ዝኣመሰሉ ብርክት ዝበሉ ሲያሚታት እዮም። ብሓጺሩ ወሲብ ዝተባህለ መግለጺ ዝውሃቦን ብዙሕ ግዜ ኣብ ኣደባባይ ስሙን ጠቕሙን ዘይልዓል ፍቱውን በዓል ዝናን ናይ ተፈጥሮ ጸጋ እዩ።

ኩሉኹም ኣዚ መቐረት እዚ ዝቐመስኩም፣ ምስ'ታ ናይ ልቢ ኣፍቃሪትኩምን ናይ ሓቂ ዓርክኹምን ጽሟቕ ፍቕሪ ዝሰተኹም በዚ መግለጺ ከም ትሰማምዑ ኣይጠራጠርን እየ። ዋላ'ኳ እዚ ወሲብ ዝተባህለ ምቁር ናይ ፍቕሪ ጽማቖ ንወድን ጓልን ናይ ፍቕሪ ርክብ ድልዱል መሰረት ምኳኑ እንተዘይተኻሕደ፣ ደቂተባዕትዮ ምስ ደቀንስትዮ ኣፍቀርቶም ዝረኽብዎ እቲ እንኮ ጥቕሚ እዩ ምባል ግን ኣይክኣልን። ኣብ ዓለምና መብዝሕትኦም ደቂተባዕትዮ፣ ብናይ ደቀንስትዮ ኣፍቀርቶም ምኽንያት ናይ ዘገርም ፈጠራኦምን ዋናታት ብቕዓቶምን ክኾኑ በቒዖም እዮም። ደቀንስትዮ ናይ ብዙሓት ደቂተባዕትዮ ሚልዮነራትን ቢልዮነራትን ናይ ምኳን ምኽንያት ኮይነን እየን። ብርክት ዝበሉ ደቂተባዕትዮ ብናይ ደቀንስትዮ ኣፍቀርቶም ሓገዝ ናብ ዝለዓለ ናይ ሃብቲ ጫፍ፣ ናይ ስልጣንን ዝናን ጥርዚ በጺሖም እዮም።

ብሓፈሻ ደቀንስትዮ ብመልክዐን ወይ ጽባቐአን፣ ብፍልጠተን፣ ብተወህቦአን፣ ብፍቕረን፣ ብተፈጥሮአን ወዘተ ናይ ብርክት ዝበሉ ደቂተባዕትዮ ህይወት ጣዕሚን ናይ ምንባር ተስፋን ኮይነን እየን። ብርግጽ ንሓደሓደ ደቂተባዕትዮ ናይ ህይወቶም ሓደጋ ዝኾና እውን ምህላወን ኣይተዘንግዐን።

***

ስራሓም ዝና ዝረኸቡን ሰብ ሃብቲ ዝኾኑን ዕዉታት ሰባትን ምድናቖን ምኽባርን ተፈጥሮኣዊ ነገር እዩ። ኣብ ኣድናቖትን ክብርን ድማ ምፍታውን ምፍቃር ይውለድ እዩ። ስለዚ ደቀንስትዮ ብሃብታማት፣ ሰብ ዝናን ዕዉታትን ደቂተባዕትዮ ምምራኸን ዘገርም ኣይኮነን። ደቂተባዕትዮ'ውን ብተመሳሳሊ ኣገባብ ብሃብታማት፣ ሰብ ዝናን ዕዉታትን ደቀንስትዮ ምምራኾም ዘደንቕ ኣይኮነን። ስለዝኾነ ብዙሓት ኣውዳት ዝፍቅርወን ኣዋልድ ንምምራኽ ዝተፈላለየ ሜላ ይጥቀሙ እዮም። ናይ'ተን ደቀንስትዮ ትኹረት ንምስሓብን ናይ ውልቆም ንምግባርን ኣብርቲዖም ክሰርሑን ዝተፈላለየ ፈጠራዊ ነገራት ክገብሩን ይርአዩ። ብኡ መጠን ሃብታማት፣ ሰብ ዝናን ዕዉታትን ይኾኑ።

ብዘፍቀርወን ደቀንስትዮ ተለዓዒሎም ከምኡ እውን ዝፍቅርወን ደቀንስትዮ ንምምራኽ ዓበይቲ ዝናታት ዝተጎናጸፉ፣ ዝፈጠሩን ዝሰርሑን ብኡ መጠን ዝኸበሩን ዝና ዝረኸቡን ኣገዳም ብዙሓት እዮም። ብምኽንያት ምፍቃር ደቀንስትዮ ዝተሰርሑ ዓበይቲ ስርሓት ንዝተወሰኑ ክንርኢ ኢና።

## ኪንዮ ፈይስቡክ

ኣብዚ ሕጂ እዋን ካብ ሓደ ቢልዮን ንላዕሊ ተጠቀምቲ ዘለውዎን ንብዙሓት መንእሰያት ናይ ምፍቃርን ምምርዓውን ምኽንያት ዝኾነ ፈይስቡክ ዝተፈጥረ ኣብ ለካቲት 4፡ 2004 ኣብ ሃርቫርድ ዩኒቨርሲቲ እዩ። ፈይስ ቡክ ብምፍጣር ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ ቢልዮነር ዝኾነ መንእሰይ ማርክ ዙከርበርግ ኣዚ ንህዝቢ ዓለም መራኸቢ ዝኾነ ፈይስቡክ ዝፈጠሮ ንዘፈትዋ ጓለንስተይቲ ንኽምርኻን ኣብ ኣዕሩኽቱ ተቐባልነት ንምርካብን ኢሉ እዩ። እዛ ንማርክ ዙከንበርግ ኣብ ልቡ ኣትያ ዓቢ ነገር ንኽፈጥር ዝደረኸት ጓለንስተይቲ ናይ ቻይናን ቬትናምን ትውልዲ ዘለዋ ፕሪሲላ ቻን ዝተባህለት መንእሰይ እያ።

ማርክ ምስ እዛ ንሃብቲ ዝደረኾቶ ፕሪስላ ቻን ኣብ ግንቦት 19, 2012 ቃልኪዳን ኣሲሩ።

### ኪንዮ ሞናሊዛ

ንብዙሓት ስነጥበበኛታት ናይ ፈጠርኦም ማብዛሒ ብዘይጥርጥር ደቀንስትዮ እዮን። ብፍላይ ደቂተባዕትዮ ናይ ስነጥበቦም ዕብየት ወይ ድማ ኪንዮ እቲ ጥበቦም ደቀንስትዮ ኣለዋ።

ኣዚያ ህቡብትን ብዙሕ ዝተዘርበላን ናይ ዓለምና ህቡብቲ ቅብኣ ሞናሊዛ ንምቅባእ ስነጥበበኛ ሊዮናርዶ ዳቪንቺ ሰለስተ ዓመታት (153-1506) ወሲድሉ እዩ። ኪንዮ እዛ ጽብቕቲ ቅብኣ ዘላ ጓል ኣንስተይቲ ሊሳ ግራርዲኒ እያ። እዛ ሰብ ኣዚኣ ኣብቲ እዋን እቲ በዓልቲ ሓዳር ትኹን ኣምበር ዳቪንቺ ብፍቕራ ይሳቀ ምንባሩ ይንገር።

### ኪንዮ መዚቃ

መብዝሕትኦም ደቂ ተባዕትዮ ዘዘይምዎ ዜማታት ንጽባቐ ደቀንስትዮ ዝውድስ እዩ። ደቂተባዕትዮ ካብ ዘዜምዎም ዜማታት ደቀንስትዮ ደረኽቲ ሓይሊ ካብ ዝኾና ብዙሕ እዋን ኣሕሊፉ'ሎ። ቢትሆቨን ካብ ዝተጎናጸፈን ሓያሎ ስራሓት ሓንቲ ዝኾነት፡ "Moon Light Sonata" ዝተባህለት ውጽኢት መዚቃ እያ። ቢትሆቨን ጉልይታ ጉቺያርድ ምስ ዝተባህለት መኳንንቲ ጓል ፍቕሪ ሒዝዎ ነበረ። ፍቕሪ እዛ ጓል ተዘይሒዙ ነዚ ኣገራሚ መዚቃ ኣይምፈጠረን ይብሃል።

ዘ ቢትልስ ዝተባህሉ እንግሊዛውያን ናይ መዚቃ ጋንድ ክሳብ ሎሚ ናይ ዓለምና ቁጽሪ ሓደ ጋንድ እናተባህሉ ዝጽውዑ ዘለዉ ጋንድ ኣዮም። እዞም ጋንድ እዚኦም ኣብ ፍቕሪ ዘተኾሩ ብርኽት ዝበሉ ስርሓት መዚቃ ኣበርኪቶም እዮም። ናይ'ታ ጋንድ መራሒ ዝነበረ ድምጻዊ ጆን ሌነን ዝተጻወታ "woman" ዝተሰምየት ታሪኻዊት ደርፊ ማብዛሒ ዝኾነት በዓልቲ ቤቱ ዮኮ ኦኖ እያ።

ኣብ ናይ መዚቃ ዓለም ዓቢ ሽያጥ ረኺባ ዝበዝሐላ "Candle in The Wind" እያ። ኤልተን ጆን ነዚኣ መዚቃ ኣብ 1973 ክሰርሓ ዝኸኣለ በዓልቲ ዝና ኣመሪካዊት ተዋሳኢት ማርሊን ሞርሎ ብፍቕሪ ስለ ዘዕበደቶ እዩ። እዛ ደርፊ እዚኣ ልዕልቲ ድያና ምስ ሞተት እውን እንደገና ንኽትበራ ኢሉ ኣብ 1997 ተጻዊትዋ ነሩ። (ናይ ተዋሳኢቲ ድማ ኣዳኣም ትቕጻሮም ኢልካ ምሕሳፍ ይሓይሽ)

Italian: *La Gioconda*, French: *La Joconde*



Artist Leonardo da Vinci

Mark Zuckerberg



Zuckerberg at the 37th G8 summit in 2011.

*Main article: Leonardo da Vinci*



Taj Mahal

From Wikipedia, the free encyclopedia

Coordinates: 27°10′30″N 78°02′31″E

*For other uses, see Taj Mahal (disambiguation).*

**Taj Mahal**
**تاج محل**
**ताज महल**

Southern view of the Taj Mahal.

| | |
|---|---|
| **Location** | Agra, Uttar Pradesh, India |
| **Coordinates** | 27°10′30″N 78°02′31″E |
| **Height** | 73 m (240 ft) |
| **Built** | 1632–1653[1] |
| **Architect** | Ustad Ahmad Lahauri |
| **Architectural style(s)** | Mughal architecture |
| **Visitation** | More than 3 million (in 2003) |

ኪንዮ ታጅ ማሃል - (ብዓቢ ጥበብ ዝተሰርሐ ናይ ፍቕሪ ሓወልቲ)

ህንዳውያን ዝምክሕሉ፣ ናይ ዓለምና በጺሑቲ ዝውሕዝሉ፣ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ናይ ዓለም ቅርሲ ኢሉ ዝንከባኸቦ ዓቢ ናይ ዓለምና ህንጻ እዩ- ታጅ ማሃል። ሊብያ፣ ቻይና፣ ጣንጎላደሽ፣ ማሃራሻትን ኣሜሪካን ኣብ ከተማታቶም ንዕኡ ኣምሲሎም ዝሰርሕዎ ህንጻታት ምህላው ነዚ ጥበብ ዘለዎም ኣድናቆት ይገልጽ። ዝተፈላለዩ ናይ ዓለምና ፍቁራት ኣብዚ ቦታ ብምኻድ ፍቕሮም ዘልኣለማዊ ምኻኑ ዝገላለጹሉ ናይ ፍቕሪ ሓወልቲ እውን እዩ።

ንጉስ ሻህ ጃሃንን ንግስቲ ሙምታዝ ማሃልን ኣዝዩ ብርቱዕ ፍቕሪ ዝነበሮም ሰብኣይን ሰበይትን እዮም። ንግስቲ ሙምታዝ ማሃል መበል 14 ውላዶም ክትወልድ እንከላ ብድንገት ህይወታ ሓሊፉ። ንጉስ ሻህ ጃሃን ብሞት በዓልቲ ቤቶም ኣዝዮም ተጉድኡ። ንሓደ ዓመት ዝኣክል መሪር ሓዘን ምስ ኣሕለፉ ነታ ካብ ልቦም ዘፍቅርዋ ዝነበሩ ብዓልቲ ቤቶም መዘከርታ ዝኸውን ኣብ ዓለም መወዳድርቲ ዘይብሉ እጹብ ድንቂ ሓወልቲ ክሰርሑላ ሃቀኑ። ካብ ህንዲ፣ ቱርኪን ኢራንን ኣለዉ ዝተባህሉ ናይ ህንጻ ክኢላታት ብምእካብ ኣብ 1632 ክሃንጽዎ ጀመሩ። ድሕሪ 19 ዓመታት ዝወሰደ ናይ ምህናጽ መስርሕ ንጉስ ሻህ ጃሃን ብፍቕሪን ብልቦምን ዝሓሰብዎ ህንጻ ጸቢቑን ማዕሪጉን ተዛዚሙ ምስ ረኣይዎ ብንብዓት ጠመትዎ።

ንጉስ ሻህ ጃሃን ንበዓልቲ ቤቶም ፍቕርን ሓወልትን "ታጅ ማሃል" ሃኒጾም ምስወድኡ ድሕሪ በዓልቲ ቤቶም ነዊሕ ኣይጸንሑን። ምስ ዓረፉ ኣብ ጎኒ በዓልቲ ቤቶም ኣብ ታጅ ማሃል ዝርከብ መካነ መቓብር ተቐብሩ። እዚ ናይ ፍቕሪ ሓወልቲ ናይ ዓለምና እቲ ዝለዓለ ህያብ ፍቕሪ ተባሂሉ ይፍለጥ ኣሎ። ብሓቂ ድሕሪ ዕውት ሰብኣይ ሓንቲ ሓያል ወይ ፍቕርቲ ጓል ኣላ!!

ምንጪ፡ ናይ ፍቕሪ ኬሚስትሪ መጽሓፍ (Love Chemistry)

- ዊኪፔድያ 2014

# ጥረታት ከም መግብን መድሃኒትን

እስክንድር ብርሃነ

ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ካብ ዝቶዩዱ ዘለዉ ንመግብን ትሕዝቶታቶምን ዝምልከቱ ስነ-ፍልጠታዊ መጽናዕትታት፡ ካብ ኣታኽልቲ ብሓፈሻ፡ ብፍላይ ድማ ካብ ጥረታት ዝዳሎ መግቢ እቲ ዝበለጸን ክዘውተር ዝግብኦን ምዃኑ የጽንዑ ኣለዉ። ኣብ ርኽቡት እቲ እተገብረ መጽናዕቲ ብምምርኳስ ድማ ካብ ኣታኽልቲ ንዝዳለዉ መግብታት "ፈውስቲ/ ጸገንቲ" ዝብል ስም ይወሃቦም ኣሎ። ምኽንያቱ ካብ ዝተፈላለዩ ሕማማት ክከላኸሉ ስለዝኽእሉ እዩ። ካልኦት ዓይነት መግብታት ግና ብኣንጻር ናይ'ዚ ንዝተፈላለዩ ከም ጸቕጢ ደም፡ መንሽሮ፡ ሽኮር፡ ካልእን ከቃልዑና ይኽእሉ'ዮም። ፍረታት፡ ኣሕምልቲ፡ ጥረታት ከም በዓል ዓተር፡ ዓይኒ-ዓተር፡ ፋጆሊ፡ ኣዳንጉራ፡ ሰበረ፡ ብርስን (ዓደስ) ብዝሀልዎም መጠንን ዓይነትን መኣዛታት ከም ፕሮቲንን ቫይታሚናትን ኣዝዮም ጠቐምቲ'ዮም። ብፍላይ ብመልክዕ ሽዊት፡ ቆሎ፡ ጸብሒ ወይ'ውን ዘይቲ ዝዳለዉ ዓይነት መግብታት ኣብ ጸገና ሰብኡት ዝጻወትዎ ተራ ዓቢ'ዩ።

ካብ ኣታኽልቲ ብሓፈሻ፡ ብፍላይ ድማ ካብ ጥረታት ዝርከቡ "ኣይዞፍላቮንስ" ዝተባህሉ ናይ ኣታኽልቲ ቀመማት (ሆርሞናት) ንመጠን ኮለስትሮል ኣብ ሻምብቆታት ደም ብምቑጽጻር ካብ ሕማማት ጸቕጢ ደምን ሽኮርን ክከላኸሉልና ይኽእሉ። ኣብ ርእሲ'ዚ ከም'ዚኦም ዓይነት መግብታት ካብ ኪጋጥሙና ዝኽእሉ ሕማማት መንሽሮ'ውን ከድሕኑና ይኽእሉ'ዮም። እዞም ኣቐዲሞም ዝተዘርዘሩ ካብ ጥረታት እንረኽቦም ጥዕናዊ ረብሓታት ንምዕቃብን ዋህዮታት ኣካላት ብኽሉንተናኦም ወሐሳት ንኪኾኑ እምበኣር ኣብ መዓልቲ 90 ሚ/ግራም ናይ'ዚ ካብ ኣታኽልቲ ዝርከብ ኣይዞፍሎቮንስ ዝተባህለ ቀመም ክንረክብ ኣለና። ከም'ዚ ዓይነት ዝተዓሸጉ መግብታት ክንሸምት እንከለና እምበኣር ተጻሒፍዎም ዘሎ መጠን ኣይዞፍሎቮንስ ዝሕብር ምልክት ከነንብብ ይግብኣና።

እዚ ከምዚ'ሉ እንከሎ ኣብ መዓልታዊ




ሂወትና ንብዙሓት ከቡብያዊ ረቛሒታት ከም ብከላ ኣየር፡ ትኪ ሽጋራ፡ ጨረርታ ኣልትራቫዮሌት፡ ከምኡ'ውን ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸቕጥን ዝተፈላለዩ ከም ብዓል ሽኮርያን ካልኦት ሕማማትን ክንቃላዕ ንኽእል ኢና። እዞም ረቛሒታት'ዚኦቶም ኣብ ማስርሕ ምርባሕ ዋህዮታት ኣካላትና ጣልቃ ብምእታው፡ ነዚ ዋህዮታት ምስራሕ ዘይንብር ክገበርዎ ይኽእሉ'ዮም። ሳዕቤናት ናይ'ዚ ድማ ኣብ ምምዕባልን ኣመቓቕላን ዋህዮታት ኣትዩ ንካንሰር ከቃልዑና ይኽእል'ዩ ። እቲ ኣገዳሲ ድማ ዋህዮታት ብዘይልሙድ ኣገባብ ንኣክሲጅን ምስ ተቓልዑ'ዩ ዘጋጥም።። ነዚ ንምርዳእ ሓጺንን ኦክሲጅንን ኣብ ቅሉዕ ኣየር ምስ ተራኺቦ ንዝፍጠር ማስርሕ ምምራት ክንምልከት ንኽእል።። ኣብ ሓጺን ምምራት፡ ኣብ ዋህዮታት ድማ ምምዕባል ሕማም መንሽሮ ኪጋጥም ይኽእል።። ካብ 'ዚ ሓደጋ'ዚ ነፍስና ንምውሓስ ድማ ጸረ-ቃጸሎ ዋህዮታት ኪኾኑ'ውን ዝኽእል ካብ ጥረታት ንዝረከብ ኣንቲ-ኦክሲዳንት ዝበሃል ቀመም ብእኹል ምጠን ክንረክብ ኣለና።።

ኣብ ርእሲ'ዚ ዝደስከለ ስብሕን ኮሌስትሮልን ዘይብሉ፡ ካብ ጥረታት ክርከብ ዝኽእል 25 ግራም ፕሮቲን ኣብ መዓልቲ ምውሳድ ካብ ሓደጋ ሕማም ልቢ ከድሕነና ይኽእል'ዩ። እዚ ድማ ካልእ ዝኾነ ይኹን ተወሳኺ መግቢ ከይሓወስና ካብ ጥረታት ጥራይ ክንረኽቦ ንኽእል ኢና።።

**መጽናዕትታት ብዛዕባ ረብሓታት ምምጋብ ጥረታት ምስ ምክልኻል ሕማማት ኣተኣሳሲርም እንታይ ይብሉ?**

ኣብ'ታ ብስነ-ፍልጠት ሕክምና ኣዝያ ሰጉማ ኣላ እትባሃል ኣሜሪካ እንተተመልከትና፡ ገና ሕጂ'ውን ሕማም ልቢ እቲ መውዳድርቲ ዘይተረኽቦ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ቐታሊ ሕማም ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ሃገራት ኤስያ ግና እቲ ብብዝሒ ዝዘውተር መግቢ ካብ ጥረታት ዝዳሎ ስለ ዝኾነ፡ እዚ ሕማም'ዚ ቦታ የብሉን። ነዚ ከም መንቀሊ ብምግባር ብመገዲ ስነ-ፍልጠታዊ መጽናዕቲ ዝተበጽሑ ርኽቡታት ከም ዘጸርዎ ጥረታት፡ ካልኦቶምን፡ ኣይዞፍላቮንስ ዝተባህሉ ንሰራውር ደም ዘጥዕዩ ቀመማት ስለ ዘለዎም ኣብ ምክልኻል ሕማም ልቢ ኣዝዮም ሓገዝቲ'ዮም።። ደሮ ብሕማም ልቢ ክሳቐዩ ንዝጀመሩ ሰባት'ውን ከም'ዚ ዓይነት መግብታት ሓገዝቲ'ዮም።።። ካብ ጥረታት ዝርከቡ ልሕጾታትን ስታርችን ድማ ምንጪ ናይ'ዞም ክግለጹ ዝጸንሑ ጥዕናዊ ረብሓታት የም።

## ሕማም መንሽሮን ጥረታትን

ሕማም መንሽሮ ንዓለምና ዓብዪ ጥዕናዊ ብደሆታት ኮይኖም ካብ ዘለዉ ጸገማት ሓደ'ዩ። ሕማም መንሽሮ ምስ ኣመጋግባና ልዑል ምትእስሳር ከም ዘለዎ ድማ መጽናዕትታት ይሕብሩ'ዮም። ኣብ ምዕራባዊ ዓለም፡ ለሚ ካብ ዝዘውተሩ ዓይነታት መግቢ ዝበዝሑ ደስኩል ስብሒ ዘለዎም ምስ ምዃኖም፡ ኣብ ኣሜሪካ፡ ዓባይ ብሪጣንያ፡ ጀርመንን ካልኦትን ብብዝሒ ሕማማት መንሽሮ ይረኣዩ'ዮም።።። ነዚ ማእከል ዝገበሩ መጽናዕትታት ከም ዘጸርዎ ድማ መንሽሮ ጡብን ፍሕኛን ካብ ጥረታት ዝተዳለዉ መግብታት ብምምጋብ ክውሓዱ ከም ዝኽእሉ ተገምጊሙ'ሎ።

እዞም ሕማማት እዚኦቶም ንኣብ ከቢ ንጽፈ-ጸግያት (ሜኖፖዝ) ዝርከባ ደቀ'ንስትዮ ብብዝሒ ዘጋጥመን ዘሳቕዩን ሕማማት'ዮም። እዚ ድማ ምስ'ቲ ኢስትሮጅን ዝተባህለ ኣንስታዊ ቀመም(ሆርሞን) ቀጥታዊ ምትሕሓዝ ስለ ዘሎዎ'ዩ። ናይ

መንሾሮ ዋህዮታት ኣብ ምርባሕ ዓቢ ግደ ዘለዎ ኣንስታዊ ቀመም'ዩ። ዝ ንመቆጻጸሪ ድማ ካብ ጥረታት ብእንረኽቦም ቀመማት ኢስትሮጂን ምስ ዋህዮታት ኣካላትና ንኽይጣበቕ ክዕብልኽል ንኽእል። ንመጠን ኣመጋግባ ብዘምልከት ድማ ንዚያዳ ድሕነት ካብ 1-2 ግዜ ኣብ መዓልቲ ካብ ጥረታት ዝተሰርሑ መግብታት ምምጋብ ኑቲ ሓደጋ ብ 60% ክሳብ 70% ክጉድሎ ይኽእል።

ኣብ ግዜ ንጽፈ-ጽግያት(ሜኖፖዝ) እቲ ኢስትሮጂን እተባህለ ሆርሞን (ቀመም) ኣዝዩ ስለ ዝጎድል፡ ኣብ ግዜን ድሕርን ንጽፈ-ጽግያት ሂወት ደቀ'ንስትዮ ቀጨውጨው ዝመልኦን ጸቒጢ ዝጉበርን'ዩ ዝኸውን። ዝ ንምህዳእ ብተደጋጋሚ ጥረታት ኣብ መግብጓ ምዝውታር ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ። ምኽንያቱ ኢሶፍላቮንስ ትሕዝቶ ዘለዎም መግብታት ኣብ ምምዕርራይ ኢስትሮጂን ኣዝዮም ጠቐምቲ ስለዝኾኑ።

## ሕማም ኣዕጽምትን ጥረታትን

ጥረታት ቡቲ ዝዋሃቦ ዘይምምጋብ ሰብ ግዳይ ሕማም ኣዕጽምቲ ኪኸውን ይኽእል'ዩ። ሓደ ካብ'ዚኦም ሕማም ኦስትርዮፖሮሰስ'ዩ። እዚ ሕማም'ዚ ብመሰረቱ ካብ ጉደለት ካልሺየም'ዩ ዝመጽእ። ካልሾዩም ድማ ካብ ጥረታት ብእኹል መጠን ክንረኽቦ እንኽእል ማዕድን'ዩ። እዚ ሕማም'ዚ ኣብ ዝማዕበሉ ኩነታት፡ ኣዕጽምቲ ልዕሊ መጠን ቀጠንትን ተኣቀፍትን ይኾኑ። ብፍላይ ኣብ ከብቢ ጎሎን መሓውርን ዝርከቡ ኣዕጽምቲ ተሰበርትን ብቐሊሉ ዝኾቕዑን ይኾኑ። ኣብ ርእሲ'ዚ ካብ ጥረታት ዝርከብ ማዕድን ካልሺየም ኣብ ኩነታት ምርጋእን ጸቕጥን ደም ልዑልን እወንታዊ ግደ የበርክት'ዩ። ወላ'ኳ ካልሺየም ብብዝሒ ካብ ጸባን ውጽኢቱን ክርከብ ዝኽእል እንተኾነ፡ ካብ ከም በዓል ዓይኒ-ዓተር ዝኣመሰሉ ጥረታት'ውን እኹል ካልሺየም ክንረኽብ ንኽእል ኢና። በዚ ድማ ጥዑና ኣዕጽምትና ክንሕሉ ንኽእል። ኣድላይነት ካልሺየም ድማ ብዕድመ ዝጸሎ'ዩ። ብዚያዳ ህጻናት ልዑል መጠን ካልሺየም'ዩ ዘድልዮም። ዓበይቲ'ውን ንጥዕና ኣዕጽምቶም ሓጋዚ ስለ ዝኾነ እኹል ካልሺየም ክወስዱ ኣለዎም።

ዋላ'ኳ ኣብ ብዙሓት ምንጮታት ካልሺየም ካብ ጸባን ስጋን ወጺኢቶምን ብብዝሒ ከም ዝርከብ ይግለጽ እንተኾነ፡ ንጥዕናና ግና እቲ ካብ ጥረታት እንረኽቦ ዓይነት ካልሺየም ካብ'ቲ ናይ እንስሳታት ካልሺየም ብብዙሕ መገዲ ዘይተጓዳእን ኣርባሕን'ዩ።

ዝያም ኣቓዲምና ምስ ሕማም ልቢ፡ መንሾሮ፡ ምቕጣን ኣዕጽምትን ካልኦትን ኣታኣሳሰርና ክንገልጾም ዝጸናሕና ናይ ጥረታት ረብሓ፡ እዞም እንዝርዝሮም ተወሰኽቲ ልምድታት እንተወሲኽናሎም ዝያዳ ጥዕናና ምሉእ ኪኸውን ይኽእል።

- ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታር፡
- ክብደት ኣካላትካ ምሕላው፡
- መዓልታዊ ትምክሆም ኣእካል ምቕያር፡
- እንተኽኢልካ ኣብ መዓልታዊ መግብኻ ፍረታት ክትሕውስ ምፍታን፡
- መግብኻ ጽሬቱ ኣብ ዝተሓለወ ውሑስ ቦታ ምዕቃብ (ምቕማጥ)
- ኣብ መግብኻ ጨው'ን ሽኮርን ዘይምብዛሕ
- ስብሕን ኮሌስትሮል ዘለዎምን መግብታት ዘይምዝውታር

ኣብ ብዙሓት ንዝተመጣጠነ መግቢ ዝምልከቱ ጽሑፋት እንተተመልኪትና፡ ጥረታት ንካብ ብዙሓት ዓይነት መግብታት ዝርከቡ ማኣዚታት የጠቓልሉ'የም። ንኣብነት ጥረታት ዝምግብ ሰብ ብዙሕ ስጋ ዘይበልዕ'ኳ ኣሉ ክሻቐል ኣይግበኦን። እታ ሓንቲ ብክኢላታት ስነ-መግቢ እትዋሃብ ምኽሪ ካብ ፍረታት ዝርከብ መኣዚ ብዙሕ ኣብ ጥረታት ዘይርከብ ምኻኑ'ዩ። ስለ'ዚ ጎደኒ ጎደኒ ጥረታት ሓደ ሰብ ብዓቕሙ ፍረታት ክሕውስ ክጽዕር ኣለዎ።

እዚ ክብዛል እንከሎ ግና ጥረታት'ውን ጠገለ ብዘይብሉ ኣገባብ እንተወሲድናዮም፡ ናይ ባዕሎም ጸገማት ክህልዎም ስለ ዝኽእሉ፡ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ብምዝውታር ጎዳኢ ወገኖም ክመዓራረ ክኽእል ኣለዎ።

እምበኣር ካብ ጥረታት ዝርከቡ ፕሮቲናት፡ ዋህዮታት ኣካላት ኣብ ምጽጋን ልዑል ተራ ክህልዎም እንከሎ፡ ኣብ እርጋን ንዝተጐማገሙ ሰባት'ውን ኩነተ-ኣእምሮኦም ንምምዕርራይ እኹል መጠን ፕሮቲን ካብ ጥረታት ክረኽቡ ኣለዎም።

ንዚያዳ ውጽኢት፡ ጥረታት ከይተቐርፉ ምስ ሽፋኖም ክብልዑ'ለዎም። ምኽንያቱ ኩሎም ካብ ኣትክልቲ ዝርከቡ ዓይነት መግብታት፡ ብፍላይ ድማ ካብ ጥረታት ዝዓለዉ ምስ ሽፋኖም ምስ ዝብልዑ'የም ኑየም ካብ እንስሳታት ዝርከቡ መግብታት ብርኡይ ዝበለጹ'የም። ኣብ እንቋቑሖ፡ ኣብ ስጋ፡ ኣብ ዓሳ፡ ኣብ ጸባ እቶም ካብ ኣታኽልቲ ዝዓለዉ መግብታት እንረኽቦም ንጥዕና ሓገዝቲ ዝኾኑ ልሕጽታት ፍጹም ኣይረኽቡን'የም። ዘይምርካቦም ድማ ንሽኮርን ጸቕጢ ደምን መንሾሮን ሕማም ልብን ዝከላኸሉልካ ጉልባብ ዘይምርካብ ማለት'ዩ።

ንኣገባብ ኣሰራርሓ ናይ ጥረታት መግቢ ብዘምልከት ከቢም ኩነታቱ ክፈላለ ዝኽእል'ኳ እንተኾነ መብዛሕትኡ እዋን ግና፡

- ከብቢ ፍርቂ ኪሎ ዝኸውን ጥረ ኣብ ሸሞንተ ኩባያ ማይ ሓዊስካ ንኣስታት 2 ሰዓታት ዝኣክል ብዋዕኢ ኣብስሎ። እዚ ግና ኣብ ኣገባብ ኣሰራርሓ እቲ ጥረ ንኽንደይ እዋን ኣብ መኻዚኖ ዓቝሩ ጸኒሑ ወሲኒ ነገር'ዩ።

- ኣቐዲምካ ኣብ ዝሑል ማይ ኣሊኽካ ኑየም ዝጠኽጦኹ ጥረታት ጽቡሉ ምስ በሉ እልቶኦም ኣን ምረት ናይ'ቲ ዝዓሎ መግቢ'ውን ጽልዋ ክህልዎ ስለ ዝኽእል።

- ገለገለ ዓይነት ጥረታት ብዋዕኢ ሓጺብካን ሽፋኖም ኣሊኽካን ጸባ ክስርሑ ይኽእሉ'የም። ዘይትምቲ ካብ እንስሳታት ዝርከብ ጸባ ድማ ዝውሓደ ኮሌስትሮለን ስብሕን ዘለዎ ኮይኑ ንጥዕና ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ።

ካብ ጥረታት ዝርከብ ሓርጭ(ሽሮ) ክልተ ማንካ ኣብ ሓደ ታኒካ ናይ እኽሊ ሓርጭ ሓዊስካ ክትሰኽትቶ ትኽእል። ኣብ ጣዕምን ትሕዝቶን ድማ ኑቲ ቅጫ ወይ ባኒ ከመሓይሾ ይኽእል።

ብዘኾነ ኣብ ሃገርና ጥረታት ብብዝሒ መልክዖት ንመግቢ ይዳለው'የም። ብመልክዕ ቆሎ፡ ሽሮ፡ ሕልበት፡ ቅጫ፡ ብቑልዖ፡ ሸዊት፡ መሶ፡ ጥጥቖ፡ ጥረታት ንምግብ ኢና። ስለ'ዚ ሕብረተሰብና ካብኦም ጥረታት ብእኹል መጠን ዝምገብ ሕብረተሰብ ዓለም'ዩ።

እዚ ድማ ዋላ'ኳ ብስታትስቲክስ ሓበሬታ ኣየሰነዶ እምበር፡ ካብ ሕማማት ሽኮር፡ ጸቕጢ ደምን መንሾሮን ብተዛማዲ ኣብ ድሓን ቦታ ክንህሉ ከም እንኽእል'ዩ ዝገመት። ምኽንያቱ ኣመጋግባና ጂኦግራፍያዊ ኩነታትናን ጥረታትን ኣእካልን ኣሕምልትን ከም እንምግብ ይገብረና'ዩ።

## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ስነጥበበኛ ቴድሮስ ብርሃነ



*እስማዒል ሱልጣን*

መንእሰይ ስነጥበበኛ ቴድሮስ ብርሃነ፡ ኣብ ዓውዲ ምውሳእ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ብቕዓቱ እናመስከረ ዝርከብ ሞያዊ'ዩ። ኣብ ብርክት ዝበሉ ፊዩቸር ፊልምታት፡ ናይ መድረኽ ድራማታት፡ ተኸታታሊ ናይ ቴሌቭዥን ድራማታትን ሓጸርቲ ፊልምታትን ከም መሪሕ ጠባይ ኰይኑ ብምውሳእ፡ ብቕዓቱ ዘመስከረን ብዙሓት ደገፍቲ ዘጥረየን'ዩ። ካብ ዝሓለፈ ዓመት ኣትሒዛ ኣብ ኤሪ ቲቪ ኣብ ፈነወ ጸኒሓ ኣብ ዝተዛዘመት ተኸታታሊት ፊልም 'ንጣብ ዝኽሪ ዘመን' ከም ተወልደ ኰይኑ ብምዕያይ፡ ካብ ተኸታተልቲ ኣድናቖት ረኺቡ ዘሎ'ዩ። እዚ ካብ ንእስነቱ ኣትሒዙ፡ ዓቢ ኣበርክቶ ክገብር ዝጸንሐን ዝገብር ዘሎን ስነ ጥበበኛ ናይዚ ሕታም ዕዱምና ክኸውን መሪጽና ኣለና። ምስኡ ዘካየድናዮ ዕላል ድማ ይስዕብ፡-

*** ብድሕረ ባይታኻ ክንጅምር?**

ኣብ 1988 ኣብ ኣስመራ ተወሊደ። ናይ መባእታ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ኣብዮት ትምህርቲ ሰፈምበልን ማይ ተመናይን፡ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ዋርሳይ ከምኡ ድማ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ኢሳቕ ተወልደመድህን (ገዛ ከኒሻ) ተኸታቲለ።

*** ኣብ ቁልዕነትካ ዝነበረካ ባህርያት ከመይ ይመስል?**

ኣይ ወዕዩይ ኣይ ዝሑል - ማእከላይ ዓይነት'የ ነይረ። ዝያዳ ኣብ ቴክኒካዊ ስራሓት ዝምስጦ ቈልዓ'የ ነይረ። ሓርኰትኰት ምባል እፈቱ ነይረ። ደሓር'ውን ቅድሚ ናብ ስነጥበብ ምእታወይ ከም ፈለኛሞ ኰይነ ሰሪሐ'የ።

*** ኣብ ስነጥበብ ብኸመይ ኣቲኻ? ዝምባለ ነይሩካ ድዩ?**

ኣብ ስነ ጥበብ ብፍላይ ኣብ ምውሳእ ኣተኣታትዋይ ዳርጋ ሃንደበት'ዩ። ካብ ቁልዕነተይ ኣትሒዘ ኣቦ'ቲ እዋን ዝቖርብ ዝነበረ ስነጥበባዊ ስራሓት ይከታተሎ ነይረ'የ። ከም በዓል 'ኳና' ዝኣመሰለ ተኸታታሊ ፊልም፡ ከም ማሰርዕ ብሬን ... ገለ ተምሳጥ ይፈጥረለይ ነይሩ። ተዋሳኣይ ክኸውን'የ ዝብል ብንጹር ዝርድኣኒ ሓሳብ ግን ኣይነበረንን። ካብኡ ናብኡ ከምገን ኣብ ደርፊ ዝነበረኒ ዝንባለ ይዓቢ።

ኣብ 2008 ሓንቲ ሰላም ትብሃል ኣብ ምውሳእ ትነጥፍ ዝነበረት ጓል ገዛውተይ ስክሪፕት ሒዛ ምስ ረኣኹዋ፡ ብዛዕባ ጽሑፍ ፊልምን ድራማን ይሓታ። ዝርዝራ ትገልጸለይ። እቲ ማሰርሕ ከመይ ምኻኑ'ውን ከምኡ። ክሰርሕ ዝንባለ እንተሃልዩኒ ትሓተኒ። ኣነ'ውን 'ምፈተኽኩ' ይብላ። ሓቂ 'ሓይሽ በቲ ሽዑ ዝገለጸትለይ ከም ቀሊል ኰይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ።

ብድሕሪኡ ምስ ጸጋይ (ዓዲ ጥልያን) ዝበሃል ደራሲን ዳይረክተርን ኣላልያትኒ። ምስኡ ገለ ገለ ስራሓት ጀሚርና ነይርና፡ ግን ክዕወት ኣይከኣለን። ግን ሓደ መንገዲ ከፊቱለይ - ምስ ከም በዓል ሄለን (ርያለ) ዝኣመሰላ ምኩራት ስነጥበበኛታት ክላለ ክኢለ። ብመንገዳ ኣብለ'ውን ምስ ብዙሓት ተላልየ - ናይ ስራሕ ዕድላት'ውን ፈጠራትለይ። ምስ ከም በዓል ፍጹም ተኽለ፡ ዘርእሰናይ ተስፋይ፡ ዳንኤል ሜዛሪ፡ dr sweet j ኣላልያትኒ - ምስኦቶም ድማ ክሰርሕ ጀሚረ።

*** ዓውዲ ምውሳእ'ሞ ከመይ ጸኒሑካ?**

ሓቂ 'ሓይሽ ከም'ቲ መጀመርታ ዝሓሰቦ ዝነበርኩ ቀሊል ኣይነበረን። ክትርእዮ'ሎ ይዩ ቀሊል ዝመስለካ እምበር ከበድ ዓውዲ'ዩ። ዝኾነ ስልጠና ከይወሰድኩ ስለዝኣተኹዎ'ውን ቀሩብ ክብድ ዝበለ'ዩ ነይሩ። ኣዝዩ ብርቱዕ ግን ከኣ መሳጢ'ዩ ነይሩ። ከምኡ ብምኻኑ ምስ'ቶም መሳርሕተይ ብምኻን ክጽዕረሉ ጀሚረ። ቀልጢፈ ደሓን ዝኾነ ተመኩሮ ከጥሪ'ውን ክኢለ።

**ምስ ህዝቢ ዘላለዮካ ናይ መጀመርታ ስራሕ እንታይ'ዩ ነይሩ?**

መጀመርታ ናብ ህዝቢ ዝቐረብኩሉ ኣብ 3ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል

መንእሰያት ሳዋ 2008 እዩ ነይሩ። እቲ እዋን መበል 30 ዓመት ምምስራት ሃ.ግ.መ.ተ.ኤ ዝዓለሉን ጽምብል መመረቕታ ተዓሊሙ፣ 21 ዙርያን ዝበረሉን'ዩ። በዚ ኸኣ ዓበዩ ኣጋጣሚ'ዩ ነይሩ። ኣብኡ ናብ ህዝቢ ኣብ ዝቐረባ ሰለስተ ድራማታት ተሳቲፈ - ጉዕዞ 30 ዓመት፣ ሃወኪ፣ ቼዝ ዝብሃ'የን ነይረን። ብፍላይ ኣብ ሃወኪ ሒዘዮ ዝበርኩ ጠባይ ዝያዳ ምስ ህዝቢ ዘላለየኒ'ዩ ነይሩ። እቲ ስራሓት ብበዓል ፍጹም ተኽለ፣ ዳንኤል ሚዙራን ካልኦትን ዝተኣልየ'ዩ ነይሩ። ብዙሕ ናይ ሚድያ ሽፈነ ስለዝረኸበ'ውን ጽቡቕ ተቐባልነት ፈጢሩለይ'ዩ።

*** ኣብዞን ስራሓት እንታይ ዓይነት ጠባያት ሒዝካ ኢኻ ተዋሲእካ?**

ንኣብነት ኣብ ሃወኪ - ዝበረ ገጸ ባህሪ ሃወኪ ዝተባህለ ኣብ ከረን ተወሊዱ ዝዓበየ ኣባል ካልኣይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት'ዩ። ንሱ'ዩ ኣብ ሳዋ ዝፈረዩ መንእሰያትን ኣበርክቶኦምን ዘውክል ጠባይ ደማ'ዩ። ኣብ ጉዕዞ 30 ዓመት ከኣ፣ ኣብ ትምህርቲ ዝበረ መንእሰይን ጻዕርታቱን ዘንጸባርቐ'ዩ ነይሩ። ጽቡቕ ግብረ መልሲ'የ ረኺበሉ።

*** ዝቐጸለ ስራሓትካ ከመይ ይመስል?**

ብድሕሪ'ዚ ናይ መድረኽ ድራማታት፣ ኣብ ሓጸር እዋን ኣብ ዝተፈላለየ ፊልምታት ክዋሳእ ዕድመ ቀሪቡለይ። ዳርጋ ኣብ ዝጠዘለ ናይ መሪሕ ጠባይ እጃም ክረክበ'ውን ክኢለ። ኣብ 2009 ኣብ ፊልምታት መዓርግ፣ ንጉስ ጫካ፣ ወዲ ከውታ፣ ዘራጊቶ፣ ስለምንታይን ካልኦት ፊልምታትን ክሰርሕ ክኢለ።

ናይ ዓድና ዓውዲ ፊልም፣ ብናይ ሓብር ጻዕሪ ምትሕግጋዙ እናተመላለአካን ኣፍልጦኻ እናዕበኻን ዝሰራሕ'ዩ። ከምኡ ብምኳኑ ጽቡቕ ተመኩሮ'ዩ ነይሩ።

**ኣብዘን ፊልምታት ዝተሳተፍካየን ጠባያት ከመይ ዝበሉ'ዮም?**

ዝተፈላለዩ ጠባያት'ዮም። ንኣብነት ኣብ'ታ ብኢንጅነር ፍስሃ ተደረሳ ብDr sweet J ዝተኣልየት ፊልም 'ንጉስ ጫካ'፣ ኣብ ሓደ ዓዲ ብዓመጽ ዝተወልደ ወዲ ሽፍታን ካብ'ቲ ማሕበረሰብ ዝጎጥሞ ብደሆታት ንምፍታሕ ዝቃለስ ጠባይ ሒዘየ ተዋሲአ። እቲ ጠባይ ብሰንኪ ድሕረ ባይታኡ፣ ነታ ዝሓረያ ጓል ክምርያ ስለዘይተፈቐደሉ፣ ነታ ጓል ጨውዩ ብምውሳድ ስብእነቱ ከርኢ ይፍትን። ኣንጻር ትጽቢት ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ግን ዝኸፍአ ዓመጽ ከይፈጸመ ፍቕሩን ሓልዮቱን ከርእያ እተንጸባርቕ'ያ።

ኣብ'ታ ብናሆም ኣብርሃም ዝተኣልየት ፊልም 'መዓርግ' ድማ፣ ከም ሓደ ተደርብዩ ድሕሪ ምርካቡ ብሓንቲ ስድራ እናተናበየ ዝዓበየ ጠባይ ኩይነ፣ ኣብ ህይወት ንዘተጓነፎ ጸገም ሰጊሩ ናብ ዓወት ክበጽሕ እተርኢ'ያ። ኣብ ፍቕራዊ ዛንታ ዘተኩረት ምስ ህብብቲ ተዋሳኢት ዊንታ ኣበራ ዝሰራሕክዋ'ያ ነይራ።

ኣብ'ታ ብየገርማይ ጉብረልኣል (ወዲ ምዝሎ) ዝተኣለየት ፊልም ወዲ ከውታ ድማ፣ ብገንዘብ ሰዲዑ ኣብ ግርጭት ክልተ ሃብታማት ብምእታው ክፉኣትን ተንኮላትን ብምምሃዘ መጋበርያ ዝኸውን ጠባይ እተዘንቱ'ያ።

*** ካብዘን ፊልምታት ዝበደሃትካ ኣየነይቲ'ያ ነይራ?**

ኩለን ኣፍተን ብደሆታት ነይረወን - ግን ኣይ ከም ንጉስ ጫካን። እዛ ፊልም ፍልይ ዝበለት ተመኩሮ'ያ ነይራ - ቀሩብ በዲሃትኒ'ያ። ታሪኻዊ ዝመስል ዛንታ ዝሓዘት ብምንባሩ፣ ምምስሳል ከየጋጥም ስክፍታ ነይሩ። ብሓደ ላህጃ እንተተገይሩ'ውን ንሓደ ከባቢ ከይወክል'ሞ ስምዒታት ከይፈጥር ዝብል ስክፍታ'ውን ነይሩ። ብኸምኡ ድማ ብዙሕ ላህጃታት ክንጥቀም ኢና ንጽዕር ነይርና። እዚ ዝዓበየ ብደሆ ነይሩ።

ብተወሳኺ ጽዑቕ ልምምድ ኢና ኣካይድ ነይርና። ካልእ ብዙሕ ፈታኒ ነገር'ውን ነይርዋ። እቲ ብደሆ ካብ ምዕባዩ ዝተላዕለ፣ ንዳይረክተር ናይ'ታ ፊልም Dr sweet J ክገድፈኒ ዝሓተትክሉ እዋን ነይሩ። ኣብ እዋን ስእሊ ከይተረፈ ብዙሕ ሃልኪን ሕጽረት መግቢን ኣጋጢሙና፣ ዝሓመማ ተዋሳእቲ'ውን ነይረናና። ኩይኑ ግን ኣብ መወዳእታ ብሓገዝ ዳይረክተር ብጽቡቕ ዛዚምናያ። ሓንቲ ካብ ውጽኢታውያን ስራሓተይ ድማ ኩይና።

እታ ፊልም ኣብ'ቲ እዋን ካብ ዝበረ ፊልምታት ብጃንረኣ (ዓሌታ)ን ትትርኾ ዛንታን ዝተፈልየት'ያ ነይራ። ኣብ ሲነማ'ውን ጽቡቕ ተቐባልነት ረኺባ'ያ።

*** ኣብ ከባቢ ፊልምታት ምስ ሰራሕካ፣ ካብ'ቲ ዓውዲ ኣቋሪጽካ ነይርካ። መዓስ ኢኻ ደጊምካ ተመሊስካ?**

እወ ... እዘን ፊልምታት ምስ ሰራሕኩ ደጊመ ናብ ምስራሕ ፊልም ዝተመለስኩሉ፣ ኣብ 2012 እዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ስራሓት ድማ ክሳተፍ ክኢለ። ብፍላይ ስራሕ ፊልም ማለት'ዩ። ኣብ ፊልምታት - ቅዱሱ፣ ለይላ፣ ትኳቦ፣ ኦርማይ፣ ሮጸራን ካልእን ሰሪሐ። ከምኡ'ውን ናብ ህዝቢ ክሳብ ሕጂ ዘይቀረባ ፊልምታት ከም ዘይሰገር ዶብ፣ ባህጊ፣ ብእንግሊዘ ዝተሰርሐት ኣፈዳኡ ... ኣብ ዘርእስተን ፊልምታት ሰሪሐ። ብተወሳኺ ኣብ ሓጻር ፊልም 'ትረፍ'ን ካልኦት ስራሓትን ተዋሲአ።




*** ከመይ ዓይነት ግብረ መልሲ'ሞ ረኺብካ?**

ካብ ህዝቢ ጽቡቕ ግብረመልሲ'ዩ ነይሩ። ደሓን ዝኸኑ ስራሕ'ዩ ዝብል ገምጋም'ዩ ዘለኒ።

*** እንታይ ዓይነት ጠባያት ሒዝካ**

### ኢኻ ተዋሲእካ?

ኣብ'ታ ብዘርኣሰናይ ዓንደብርሃን ዝተደርሰትን ዝተኣልየትን ፊልም 'ሊላ' ከም ሓደ ብስሉን ዘመዝመዝን ኣፍቃሪ ኮይነ'የ ሰሪሐ፡፡ እቲ ገጸ ባህሪ ምስ ሓንቲ ብስእነት ፍቅርን ክዝክዝንን እምብዘ ተጣራጣሪትን ዘተቖጻጸሪትን ኣፍቃሪቱ፡ ህይወቱ ዝርግርግ ዝኣትዎ'ዩ፡፡ ኑቲ ብድህሪታት ሰጊሩ ጥዑይ ዝምድና ንምርካብ ዝጉብሮ ቃልሲ እተርኢ'ያ፡፡ እዛ ፊልም ከም ብሓድሽ ናብ ህዝቢ ዘራኸበትኒን ሽመይ ዝመለሰትንን ሰራሕ'ያ ነይራ፡፡

ካልእ ኣብ'ታ ብእሰይ ተሰፋጋብር ተደራሲ ብመርሃዊ መለስ ዝተኣልየት ፊልም 'ሮጽራ' ከም ሓደ ጋዜጠኛ ኮይነ'የ ሰሪሐ፡፡ እቲ ጠባይ ንሓንቲ ግፍዒን በደልን ዘጋጠማ ጓል ኣንስተይቲ ክሕግዝ ዝጉብሮ ጻዕሪ እተርኢ'ያ፡፡ ኣብ ሓወሲ ከተማ ኤደን'ያ ተሰሪሓ፡፡ ካብ'ቲ ልሙድ ምፍናታት ወጻኢ ኢላ ዝተሰርሐት'ያ ነይራ፡፡ ምስ በዓል ሳሮን በረኸት ዝሰራሕናያ ነይራ፡፡ ጽቡቕ ተቐባልነት ዝበራ ሰራሕ'ውን እያ፡፡

እቲ ሰራሓት ብዙሕ'ዩ፡፡ ብሓበን ተኽሎም ዝተደርሰትን ዝተኣልየትን ፊልም 'ዘይሰገር ዶብ፡ ፊልም 'ኣፈዳኡ' . . ክሳብ ሕጂ ናብ ህዝቢ ክቐርባ ዘይከኣላ'የን፡፡ ኣብኣን'ውን ደሓን ዝኾነ ሰራሓት ሰሪሕና ኢና፡፡

#### * ኣብ ፊልም 'ኣፈዳኡ' ከም ጸሓፋይ'ውን ተሳቲፍካ ኢኻ፡፡

እወ . . ናይ'ታ ፊልም መባእሲ ናተይ'ዩ፡፡ ከም ሓሳብ ንዋዒሕ እዋን ትመላለሰኒ ዝነበረት ዛንታ'ያ፡፡ ደሓር ንDr sweet J ጽሒፈ ሂበዮ፡፡ ንሱ ብዙሕ እዋን ክጽሕፍ ይኽእን ካልእ ነገራት ክፈታትን ይደፋፍኣኒን የተባብዓኒን ነይሩ'ዩ፡፡ ደሓር ኑታ ሰራሕ ባዕሉ ኣሰፊሑ ጽሒፍዋ፡፡ ደሓር'ውን ኣብ ክንዲ ብትግርኛ ትኸውን ብእንግሊዝ ክትሰራሕ እንተትኽእል ዝብል ሓሳብ መጺኡ፡፡ ደሓር ናብ እንግሊዝ ተተርጒማ፡፡ ኣብ'ታ ፊልም'ውን መሪሕ ጠባይ ሓዘ ተሳቲፈ፡፡ ናይ ቋንቋ ብድሆ ነይርዋ - ግን ፈቲንናያ፡፡ ክሳብ ሕጂ ግን ናብ ህዝቢ ክትዝርጋሕ ኣይከኣለትን፡፡

#### * ኣብ ተኸታታሊ ፊልምታት ዘሎካ ተመኩሮ ከመይ ይመስል?



እወ፡፡ ኣብ ክልተ ናይ ቴሌቭዥን ተኸታታሊ ፊልምታት ተዋሲአ ኣለኹ፡፡ እታ ቀዳመይቲ 'ወይ ሱብ ደቀይ' ትብል ኮይና፡ ብቢንያም የሴፍ ዝተደርሰት'ያ ነይራ፡፡ ናብ'ታ ፊልም መረብ'ያ ካሳት ገይራትኒ፡፡ ምስ በዓል መረብ፡ ናህም፡ ጆን . . ብዙሓት መንእሰያት ኮይንና ኢና ተዋሲእናያ፡፡ ናይ መንእሰያት ዛንታ ዝሓዘት'ያ ነይራ፡፡ ጽቡቕ ተቐባልነት'ውን ነይርዋ፡፡

እቲ ኣነ ሐዘዮ ዝበርኩ ጠባይ፡ ካብ'ቲ ቅድሚኡ ኣዘውቲረ ዝሰርሖ ዝበርኩ ሰራሓት ፍልይ ዝበለ'ዩ ነይሩ፡፡ ሓሳዊ ዓይነት ገጸ ባህሪ'ዩ ነይሩ፡፡ ህዝቢ ብዙሕ ዘይፈተወለይ ሰራሕ'ያ፡፡ ምናልባት ከምኡ ዓይነት ጠባይ ሐዘ ክሰርሕ ስለዘይደለዩኒ ደዩ ገለ ኣይፈልጥን፡ 'እዋይ ኣብዚኣስ ዘይናትካ ሂቦሙኻ' ዝብል ርእይቶታት ይመጽኣኒ ነይሩ፡፡ ከም ተዋሳኣይ ግን፡ ኣብ ዝተፈላለየ ገጸ ባህርያት ኣቲኻ ክትሰርሕ ስለዘለካ፡ ክፍትኖ ነይሩኒ፡፡

#### * ኣብዚ ቀረባ እዋን ኣብ ኤሪ ቲቪ ኣብ ፈነወ ዝጀመረት ተኸታታሊት ፊልም 'ንጣብ ዝኸሪ ዘመን' ክንመጽእ፡፡ ብዛዕባዛ ሰራሕ ገለ ክትነግረና?

ተኸታታሊት ፊልም 'ንጣብ ዝኸሪ ዘመን' ኣብ ወርሒ መስከረም 2013 እያ ጀሚራ፡፡ ካብ ልምምድ ጀሚርካ ክሳብ ፈነወ ትበጽሕ፡ ነዊሕ ግዜ ዝወሰደት'ያ፡፡ የናስ ተዓገስ ካስት ገይሩኒ፡፡ ምስ ከም በዓል ዳሶሎ ዝኣመሰሉ ጻብይቲ ስለ ጥበበኛታት ክትሰርሕ ዕድል ምርካብ ዘሐጉስ'ዩ፡፡ ኣብ ምስራሓን ምጽዓፋን ነዊሕ ዝወሰደት ሰራሕ'ያ፡፡

መጀመርታ ኣብ'ታ ፊልም ዘለኒ ተራ ብጽሑፍ ምስ ተዋሀበኒ ግን ሰንበደ'የ፡፡ ብዙሕ ጻብይቲ ጥራዛት'ዩ ነይሩ፡፡ ዳርጋ ሳንጣ ምሉእ'ዩ ነይሩ፡፡ ብዘኾነ ቀልጢፍና ኢና ናብ ሰራሕ ኣቲና፡፡ ናብ ድሕሪት ተመሊሳ እተዘኑቱ ብምኻና፡ ንንእሰነት ኢያታትና ተመሊስና ናብ ህዝቢ ክቐርብ ምኽኣልና ከኣ ጽቡቕ ነገር'ዩ፡፡

ኣብ'ታ ሰራሕ ብዙሕ ዝኸረ'ዩ ዘለኒ፡፡ ወይኒሓረግ ኣብ'ታ ሰራሕ ጀሚራ ነይራ፡፡ ደሓር ሰዋሰዉ ሐዛቶ ዝተዋሰኣቶ ጠባይ ማለት'ዩ፡፡ ኮይኑ ግን ብዘጋጠማ ጥዕናዊ ጸገም ኣይቀጸለትን፡፡

እዛ ፊልም ብዙሕ ፈተና ሓሊፋ ኣብ ህዝቢ ምስ በጽሐት፡ ጽቡቕ ተቐባልነት ምርካብ ግን ዘሐጉስ'ዩ፡፡

#### * ብልክዕ ንተወልደ ተባሃሪ ትብልዶ?

ተወልደ ኣዝዩ ብዚገ ዝተዋሳእኩዎ ጠባይ'ዩ፡፡ ብምሉእ ዓቕመይ ደማ ኑቲ ጠባይ ተረዲአ ክሰርሖ ፈቲነ'የ፡፡ ግን ኩልሱብ ከም ዝፈልጦ፡ ከም ትጸበዮ ኣይመጽኣልካን'ዩ፡፡ ንተወልደ ከም ዝተመኻኹዎ ቀሪቡዶ እንተይሉ ሰክፍታ ኣለኒ፡፡ ግና በቲ ዝከኣል ዝበለጸ ዓቕመይ ሰሪሐዮ እየ፡፡ ካብ ህዝቢ ዝረኸብኩዎ ግብረ መልሲ'ውን ጽቡቕ'ዩ፡፡

#### * ናይ መድረኽ ሰራሓትካ ከመይ ቀጺሉ?

እወ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ውሑዳት ሰራሓት ሰሪሐ ኣለኹ፡፡ ንኣብነት ምስ ሓገስ ሰዘኒና፡ ኣብ ጉደና ምንዮር ሰሪሕና፡፡ ኮሜድያዊት'ያ ነይራ፡፡ ኣነ ዝሓዝክዎ ጠባይ ግን ዕትብ ዝበለ'ዩ ነይሩ፡፡ ብድሕሪኡ ብዘርኣሰናይ ዓንደብርሃን ተደራሲ ብDr sweet J ኣብ ዝተኣልየት 'ህያብ ልደት' ትብል ናይ መድረኽ ድራማ'ውን ተዋሲአ፡፡ ኣብ'ዛ ድራማ ምስ'ቲ ኣዝዩ ዘድንቑ ኣማን



ሓሚድ (ባድሻ) ብሓባር ክንሰርሕ ዕድል ዝረኸብኩላ'ያ ነይራ። ካልእ ብድሕሪኡ ምስ ጉጅለ ባህሊ ዋልታ ብምኽንያት'ውን ምስ በዓል ታፍላ 'ውሕሉል ፍትሒ' ዝርእስታ ሓንቲ ኮሚድያዊት ናይ መድረኽ ድራማ ሰሪሕና ነይርና።

*** ኣብ ምውሳእ ክሳብ እትደልዮ ፈታኒ ተራ ሐዘ ሰሪሐዶ ትብል?**

ሓቂ 'ሓይሺ፣ ኣብ'ቲ ዝሰራሕክዎ ፊልምታት ገለ ገለ ፍልልያት ኣሎ። ኩይኑ ግና ክሳብ ክንድኡ በዓዚ ስራሕ ኣቕሪበ ኢለ ኣይሓስበን። ኣብ ዝተወሰነ ጠባያት'ዩ ሰብ ዝሰርሓኒ። ናይ ዳይረክተራት ካሰት ናይ ምግባር ውሱንነት ኣሎ። ዕድል እንተረኺበ ዝያዳ በዓዚ ገጸ ባህርያት ሐዘ ክሰርሕ ባህጊ ኣለኒ።

**ተዋሳኣይ ንምኳን እንታይ ብቕዓት ይሓተካ?**

ብዙሕ ብቕዓታት'ዩ ዘድሊ። ብዓቢኡ ኣብ'ቲ ሞያ ልዑል ተገዳስነት ክህልወካ የድሊ። ብድሕሪኡ ጻዕርን ክፉትነትን የድልየካ። ኑቲ ዝተዋህበካ ገጸ ባህሪ ምርዳእን ብዝተፈልየን ብዝዓጻቐን መንገዲ ክትሰርሖ ኣሎካ።

*** ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ብዙሕ ክሊፓት ትርአ ኣለኻ?**

እወ ብዙሕ ክሊፓት'የ ዝሰርሕ ዘለኹ። ምኽንያቱ እቲ ናይ ተዋስኦ ስራሓት ብዙሕ ተዳኺሙ'ዩ ዘሎ። ዋላ ፈታኒ ኣይኹኑ ዳርጋ ተሓጋይ ብእኡ'የ ዘወጽእ ዘለኹ።

*** ምውሳእ ከም ሞያ የናብርዶ?**

ክሳብ ሕጂ ብዘለና ተመኩሮ ዝኣክል ኣይኮነን። ከም ዓቕሚ ግን ኣዝዩ ከርብሕ ዝኽእል ዓውዲ'ዩ። ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ብፍላይ ብናይ ምዝርጋሕ ጸገማትን ስርቂን ግን ደገምካ ክትሰርሓሉ ዘይደርኽ ደረጃ'ዩ ዘሎ። ብፍላይ እቶም ኣፍረይቲ ብፊልምታቶም እንተርፎ ናብ ክሰሩ፣ ናብ ቁጠባዊ ረብሓ ክኣትዉ ኣይከኣሉን። ከምኡ ብምኳኑ ከኣ ንኹሎም ናይ'ቲ ዓውዲ ተሳተፍቲ ዘርብሕ ኩይኑ ኣሎ። ኣብ'ዚ እዋን ከኣ'ሞ፣ ፊዩቸር ፊም ዳርጋ ፊጺሙ ኣብ ዘይሰርሓሉ ደረጃ'ዩ ተበጺሑ ዘሎ። በዚ ዓውዲ ረቢሖም እንተኾይኖም፣ እቶም ዋላ ሓንቲ ከየውጽኡ ብዘይሕጋዊ መንገዲ ኣብ ምዝርጋሕ ዝተዋፈሩ እዮም።

*** ከም ሞዴል ትርእዮም ተዋሳእቲ ክትጠቕሰልና?**

ልዕሊ ኩሉ ሳምሶም ተከሌ እዩ። ኢ. ስምኦን (መን ከተቦ)፣ ፍጹም ተኸሉ (ፋጬ)፣ ኣማን (ባድሻ) . . .ብዙሓት'ዮም።

*** ተደንቒ ፊልምታት?**

ደጋጊመ ርእየ ዘይመንወን - ከም ባሩድ 77፣ እታ ኣደ፣ ጽግዓት፣ ኣፍሮ፣ ኣዝማሪና፣ ጠሊመ ደየ?

*** ቴድሮስ ክኾኖ ዝደሊ ዝበረ ግን ዘይኮነ?**

ደራፋይ ምኳን ካብ ቁልዕነተይ ዝበሃጎ ዝበረ'ዩ። ኢጋጣሚ ኩይኑ ኣይሰራሕኩሉን። ንዓውዲ ስነ ጥበብ ብተዋስኦ ኣትየዮ።

*** ካብ ዝሰራሕካዮም ጠባያት ትፈትዎም?**

እቲ ኣዝዩ ዝፈትዎ ጠባይ ኣብ ንገስ ጫካ ሐዘዮ ዝተዋሳእኩ'ዩ። ብድሕሪኡ ድማ ኣብ ፊልም ሊይላ ሐዘዮ ዝበርኩ ኣዶናይ።

*** ቴድሮስ ከም ሰብ ከመይ እዩ?**

ብዙተኻእሎ መጠን ምስ ሰብ ተረዳዲኡ ብፍቕሪ ክነብር ዝደሊ ሰብ'ዩ።

*** ካብ ብልሜታት ቴድሮስ?**

ንመሳርሕተይ ግዜ ሰሪቐ ክይብድሎም ስለዘሰከፍ፣ ምኽባር ግዜ እመሰሰኒ።

*** ካብ ድኽም ሸነኻት ቴድሮስ?**

ሓራቕ ምኳነይ። ዋላ'ኳ ቀልጢፈ ረሲዐ እንተኾንኩ፣ ካብ ብዙሕ ነገራት ስለዘፅንቅፈኒ ግን ከመሓይሾ ዝደሊ'ዩ።

*** ኣብ ህይወትካ ዝገጠምኻሉ ኢጋጣሚ?**

ኣብ ንኡስ ዕድመይ፣ ጻማ ከይፈደኹዋ ብዘይ ኣደ ኣብ ዓለም ዝተረፍኩላ መዓልቲ

*** ኣብ ህይወትካ ብፍሉይ ዝተሓጎስኩሉ ኢጋጣሚ?**

ፍረ ኣብራኸይ ዝኾነት ሩፍታ ጓለይ ዝረአኹላ መዓልቲ

*** ሓደ መዓልቲ ረኺብካ ከተዕልሎ ወይ ግዜ ከተሕልፍ እትብህጎ?**

ስነ ጥበበኛ መስፍን ተሰፋጊርግሽ (ማዕበል)

*** እንታይ ከተዕልሎ ምደለኻ?**

ብዙሕ ብፍላይ ከኣ፣ ምንጩ ናይ'ቲ ዘይምኖ ብቕዓቱ ከኣፍሊሲ ምሓተትክዎ።

*** ካብ ስራሕካ ወጻኢ እተሕልፎ ዝበለጸ ግዜ እንታይ እናገበርካ እዩ?**

ምስ ብተመኩሮ ዝበለጹ ሰባት ምዕላል

*** ንመንእሰያት ከሕልፎ እትደሊ?**

ዓውዲ ስነ ጥበብ፣ ብዝግባእ እንተተሰሪሕሉ ክቡርን ዋጋ ዘለዎን ሞያ'ዩ። ትካላዊ ኣሰራርሓ ዝያዳ ሓዩሉ፣ ኣድማዒ እዋን ዝመጽኣሉ ግዜ ክህሉ'ዩ። እቶም ዓቕምን ድሌትን ዘለዎም መንእሰያት፣ ተስፋ ከይቁረጹ ኑብሶም ኩዓልዉ ከዘናኽር ኢደሊ። ጉድኒ ጉድኑ'ውን ኣብ ትምህርቲን ካልእን ዓቕምታቶም ክብ ክበሉ'ውን ኣለዎም ክበል እደሊ።

*** ኣብ መወዳእታ ንምስጋና ዕድል ክሀበካ?**

ኑታ ቦታ ኣደ ተኪኣ ዝናበየትኒ ሓብተይ ፍርቱና ምስ በዓል ቤታ ተኽሊያ በላይ ከምኡ ድማ ንኹሎም ኣብ ሞያ ስነ ጥበብ ንኽየዕቢ ዝጽዓሩ ሞያውያን!

*** የቐንየልና!**

***

## ሳይንስን ተክኖሎጂን

ሱራፌል ተስፋብሩኽ

# “ኣብ ሓዳር ጸኒዕካ ምንባርንን ዘይምንባርን ምስ ተወርሶ ይተሓሓዝ”

## ሓድሽ ርኽበት መጽናዕቲ

ድሕሪ መርዓኻ ክሳዕ ዕለተ ሞትካ ኣብ ሓዳር ጸኒዕካ ምኻድ ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ሓድሽ ዜና ኣይኮነን ዝነበረ። ወለድና ኣብ ሓዳሮም ጸጉዓትን ንሸነታቶም ተቐቢልቲን’ዮም ዝነብሩ። ምናልባት ምስ’ዚ ድሕሪ ዝመጽአ ወለዶን ኩነታት ስልጣነን ግን ቀሊል ዘይኮነ ቍጽሪ ዘሎምም ሱቡሓዳር ኣብ ሓጺር ዕድመ መርዖኦም ክፍላለዩ ምርኣይ ልሙድ እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። “ኣብ ሓዳር ጸኒዕካ ክትቅይድን ዘይክትቅይድን ኣብ ተወርሶኻ ይውሰን’ዩ” ክብሉ ተመራመርቲ ይገልጹ ኣለው። እዚ ካብ 37 ክሳብ 90 ዓመት ዝዕድመኦም 178 ሱብ ሓዳር እተገብረ መጽናዕቲ’ዩ። ኣብቲ መጽናዕቲ ነፍሲወከፍ ንመርመራ ዝቐረቡ ሱብ ሓዳር፣ ኣብ ‘ውሕስነት ብዓል/ቲ ቤት’ ዘሎምም ስምዒት ተዳህሲሱ፣ ንተወርሶኣዊ መሰርሕ ንምክትታል ካብ ምራቖም ተወሲዱ። ካብ’ዞም ኣብዚ መጽናዕቲ ዝተሳተፉ ሱቡሓዳር እቶም “ጂጂ ጀኖታይፕ ምስ ኦክሲቶሲን ተቐባሊ ጂን” ዘሎምም፡ ሕልፊ እቶም ካልእ ዓይነት ጀኖታይፕ ዘለምም ሱቡሓዳር ኣመና ሕጉሳት ምዃኖም ተማሲኪሩ።

ሰባት ብእተፈላለዩ ምኽንያታት ክፋቐሩ እንከለው፡ እቲ እቶም መጻምድቲ (መፋቕርቲ) ብሓደ ብፍቕሪ ዝጸንሑዎ ግዜ ኣብቲ ንኦክሲቶሲን ዘፍሪ ዓይነት ጂን ከም ዝምርኰስ ተገሊጹ። ‘ኦክሲቶሲን’ ኣብ ማሕበራዊ ዝምድናታትን ማሕበራዊ መስርሓትን፣ ከም እኒ ምጥማር፡ እምነት ምህናጽ፡ ዝምድና ምክንኻንን ዝኣመሰሉ፡ ሓላፍነት ዝወስድ ሆርሞን እዩ። ‘ጀኖታይፕ’ ከኣ ተወርሶኣዊ ህንጸት ናይ ሓደ ህይወታዊ እዩ። እዚ ብጉጅለ ‘የለ ማእከል ጥዕናዊ መጽናዕቲ’ እተገብረ መጽናዕቲ፣ እንተወሓደ ሓደ ካብ ክልተኦም መጻምዲ እተፈልየ ተቐባሊ ኦክሲቶሲን ጂን እንተ ሃልዩዎ፡ እዞም ሱብ ሓዳር ሕጉስ ናይ ሓዳር እዋን ከሕልፉ ዝዓበየ ተርኽእሎ ከም ዘሎምም ክፈልጡ ክኢሎም ኣለው። እዞም ኑቲ ‘ጂጂ’ ጀኖታይፕ ተቐባሊ ጂን ዘሎምም፡ ዚያዳ እቶም ካልኦት ዓይነት ጀኖታይፕ ዘሎምም፡ ንመጻምዶም ይኣምኑን ብመጻምዶም ይዓግቡን። ኣቐዲሙ ኣብ እተገብረ መጽናዕቲ፣ ‘OXTR rs53576’ እተባህለ እተፈልየ ተቐባሊ ኣብ መሳርዕ ርእሰመንነት፡ ምስ ከም ስሩዕነት ስምዒታት፡ ሓልዮትን ምዝማድን ዝኣመሰሉ ዝተሓሓዘ ምዃኑ ተፈሊጡ ነይሩ። ነዚ ብዮጉበሪ ዘረጋገጸ መጽናዕቲ ኸኣ እዚ ንጠቐሶ ዘለና መጽናዕቲ ምዃኑ ይእመን።

“እዚ መጽናዕቲ፣ ኣብ ሓዳርና ዘሎና ስምዒት በቲ ብሓደ እተመኩርናዮ ጥራይ ዘይኮነ ብኻልእ ዝዓበየ ምኽንያት ከም



ዝጽሎ ዘርኢ’ዩ” ይብል ነዚ መጽናዕቲ ዝመርሐ ኣብ የለ ዩኒቨርስቲ ተሓጋጋዚ ፕሮፌሰር ጆኣን ሞኒን። “ኣብ ሓዳር፣ ሰባት ብናይ ባዕሎምን ብናይ መጻምዶምን ተወርሶኣዊ ቅድመ-ባህሪ ይጽሎ፡” ብምባል የብርህ።

ብዘይካኡ፡ ‘ጂጂ’ ጀኖታይፕ ተቐባሊ ጂን ዘሎምም መጻምዲ፣ ኣብ መንጎኦም ዘሎ ወጥሪ ልሕሉሕ ምዃኑ’ውን ፈሊጠሞ ኣለው። ኣብ ሱብ ሓዳር ዝፍጠር ወጥሪ፣ ስክፍታን ጥርጣረን፣ ካብ ሕሉፍ ተመኩሮ ዝቅል ኩይኑ ምስ ኑብሱ-ክብሪ ምትሕሓዙ፣ ንምኽታት ኣድቂቕካ ብምስትውዓል፣ ኩተእምን ኢልካ ናይ ምጽዓር ባህሪ ዝኣመሰሉ ምልክታቱ’ዩ ምኻኑ ፕሮፌሰር ሞኒን ይገልጽ።

እዚ መጽናዕቲ ብዝወሰኾ፣ ክልተኦም መጻምዲ ‘ጂጂ’ ጀኖታይፕ ተቐባሊ ጂን ዘሎምም ምስ ዝኾኑ፣ ኑቲ ሕጉስ ሓዳር ናይ ምምራሕ ተኽእሎ ብኣርባዕተ ሚእታዊት (4%) ክብ የብሎ። እዚ ሚእታዊት ብቑጽሪ ውሑድ ይመስል’ኳ እንተ ኾነ፣ ኣብ ተወርሶኣዊን ኣከባብያዊን ረቛሒታት ናይዞም ናብ ከምዚ ኩነታት እተቓልዑ መጻምዲ ግን ዓቢ ፍልልይ ዘፈጥር ምዃኑ ይገልጹ ተመራመርቲ የለ ዩኒቨርሲቲ። እሞኸ ደኣ ክቡራት ኣንበብቲ መጻምዲና ክንመርጽ እንከለና፡ “‘ጂጂ’ ጀኖታይፕ ተቐባሊ ጂን ዘሎዎ/ዋ!” ኢልና ክንሓትት ንጀምር እምበር።

/ኣብ ጆርናል PLOS ONE እተሓትመ/



# “ሰብ ኣብ ጸልማት ክርኢ ክኽእል’ዩ”

## ሓድሽ ምህዞ ተመራመርቲ

ኣምፑል ድሕሪ ምምሃዙ “እዝበሄር ይሃብካ ኤዲሰን” ክትብል ዘመን ዘሕለፈት ዓለም ንኤዲሰን ከረስዕ ዘኽእል ዜና ትሰምዕ ኣላ። ወዲሰብ ኣብ ቀረባ መጻኢ ብዋዜ ጸልማት ከይተጸገመ ብጒዱ ኣዒንቱ (ብዘይ ሓገዝ መብራህቲ ምኻኑ’ዩ) ክርኢ ክጅምር እዩ ይብሉ ኣለዉ ተመራመርቲ። እዞም ነዚ ዝገልጹ ዘለዉ ተመራመርቲ ኣዒንቲ ወዲሰብ ንብርሃን ኢንፍራረድ ክርእይኦ ክጅምራ’የን ማለት’ዩ። ነዚ ክዝበር ዘኽእል ብመርፍእ ዝወሃብ መድሃኒት ኣማዕበሎም ኣለዉ። ሓደሰብ ነዛ መርፍእ ድሕሪ ምውጋኡ ብዋዜ መዓልቲን ለይቲን ንብርሃን ኢፍራረድ ክርኢ ክጅምር እዩ። ጸሓይ ካብ እትፍንዎ ብርሃን እቲ ወዲ ሰብ ክርእዮ ዘኽእል ብርሃን እተወሰነ እዩ። ወዲሰብ ኑየም ካብ 390 ክሳብ 750 ናኖሚተር ዝንውሓቶም ማዕበላት ጥራይ’ዩ ብዓይኑ ክርእየም ዘኽእል። ኢንፍራረድ ከኣ ካብ 0.7 ክሳብ 300 ማይክሮሚተር ዝንውሓቱ ኤለክትሮማግኔታዊ ማዕበላት እዩ። ስለዚ ኢንፍራረድ ካብ ናይ ብዓይኒ ክረኣዩ ዘኽእል ይነውሕ።

“ኩሎም ምንጪታት ዋዒ፡ ዋላ’ውን ህይወታውያን ዋዒ ካብኦም ናብ ደገ ክፍንዉ እንክለዉ ጸርጊ ኢንፍራረድ ይፈጥሩ። እዚ ጸርጊ ኣሃን ንሽሑምን ክንርእዮ ኣይንኽእል ኢና። ሓደ ነዚ ሓደሽ ስፍልጠት ዝፈጠሮ መርፍእ ዝወሰደ ሰብ ግን ቀጠልያ ጓና ክረኣዮ ይኽእል” ይብሉ እዞም ተመራመርቲ ዩኒቨርሲቲ ሳይንስን ተክኖሎጂን። እዚ ርኽበት እዚ ኣብ ወተሃደራዊን ጸጥታዊን መዓላ ኣድማዒ ከም ዝኸውን ይኣምኑ።

“ኣብ መጸናዕቲና” ይብል ፕሮፌሰር ቲያን ገቶይን ካብ ዩኒቨርሲቲ ሳይንስን ተክኖሎጂን “ኣብ ክልተኡ፡ ኣብ ኮንን ሮድን እዞም ናኖ-ንጥረታት ክጣበቑ ድሕሪ ምዕዛብና ኣብ ቀረባ ብዘሎ ኢንፍራረድ ብርሃን ተለልዩ። እቲ ዓይኒ ወዲሰብ ክርእዮ ዘኽእል ብርሃኑ ካብቲ ኩሉ ዝርግሐ ኤለክትሮማግኔታዊ ብርሃን (ስፐክትሩም) ኣዝዩ ንእሽተይ እዩ። ካብቲ ብዓይኒ ወዲሰብ ክርአ ዘኽእል ማዕበላት ብርሃን ንዕሊን ንታሕቲን ዘሎ እልቢ ዘይብሉ ሓበሬታ’ዩ ዝሽከም።”

እዚ ምርምር ኣቐዲሙ ኣብ ኣናጹ ተፈቲኑ ውጽኢታዊ ኩይኑ ይርከብ። እዞም ተመራመርቲ ናኖ-ንጥረታት ኣብ ዓይኒ ኣናጹ ኣእተዉ። እቲ ኣብ ዓይኒ ኣናጹ ዝኣተወ ንጥረታት፡ ኣብ ተፈጥሮ እተን ኣናጹ ለውጢ ክዝበር ጀሚሩ። ኑየም ብርሃን ዘለልዩ ወጾታት ናይተን ኣናጹ (ኮን) ቀይሩ፡ ንንውሕ ዝበሉ ማዕበላት ክለሊ ክኢሉ። ብተመኩሮ ናይዞም ተመራመርቲ ናኖ-ንጥረታት ክሳብ 980 ናኖሚተር ዝንውሓቶም ማዕበላት ኢንፍራረድ ድሕሪ ምስሓቦም ናብ 535 ናኖሚተር ዝጥርዙ ብርሃን ብምቕያር ቀጠልያ ሕብሪ ክርእዩ ክኢሎም። እዚን ንምርምር ዝቐረባ ኣናጹ ልክዕ ከም ደቂ ሰብ ብተፈጥሮአን ንኢንፍራረድ ብርሃን ክርእያ ኣይክእላን እየን።

እዚ ተክኖሎጂ ኣብ ኣናጹ ምስ ተፈተነ፡ ሓደ ሓደ ሳዕቤናት ኣርእዩ እዩ። እዘን ነዚ መርፍእ ዝወሰዳ ኣናጹ ቀልጢፈን ኣካላዊ ለውጢ ብፍላይ ኣብ ኣዒንተን ክዝበራ ተርእየን። ምጽባብ መርዓት ዓይኒ፡ ከዕሶ ዓይኒ ኸኣ ደበና ይፈጥር ግን ኣብ ውሽጢ ሰሙን ይጠፍእ’ዩ። ኣብዚ እዋን ኢንፍራረድ ተክኖሎጂ ንመፈተሺ ዘገልግሉ መሳርሒታትን ካሜራን ዝለዓለ ግደ ይጻወት ኣሎ።

/ኣብ ጆርናል Cell እተሓትመ/

# ባዕሉ ዘምውቖን ዘዝሕልን ‘ስማርት’ መተርኣስ

## ሓድሽ ምህዞ ተመራመርቲ

ኣብ ኣሜሪካ ንኽነታት ኣየርን ሙቈትካን ኣመዛዚኑ ዘመቻችእ መተርኣስ ተሰሪሑ ኣሎ። እዚ ብዋጋ ሰማይ ተሰቒሉ ዘሎ በሊሕ መተርኣስ፡ ንዓኻን ንኣብ ከባቢኻ ዘሎ ኵነታት ኣየርን ጥራይ ዘይኮነ፡ እቲ ክትድቅሰሉ ዝምችኣካ ልምዲ ወይ ኵነታት ኣጽኒዑ ኣጠዓዒሙ ከደቅሰካ ይኽእል። እዚ በሊሕ መተረኣስ ብዘይካ ምሳኻ ምስቶም ኣብ ገዛኻ ዘለዉ ልዑል ብልሒ ዘሎዎም ንብረትካ’ውን ከም ዝራኸብ ክትገብሮ ከም ዝከኣል ገይሮም ሰሪሖሞ። እዚ በሊሕ መተረኣስ ብመገዲ ብሉቱዝ ምስ ሞባይልካ፡ መብራህቲ ገዛን ካልእን ተወሃሂዱ ድቃስ ለይቲኻ ጥዑም ይገብሮ እዚ ዋጋ



1,496 ዶላር ኣሜሪካ በሊሕ መተርኣስ!። ዜገርም’ዩ፤ ድሕሪ ደጊም ‘ኣንሶላይ ገፊፍካኒ/ክኒ’ ኢሎም ዝቋየቑ ሰብ ሓዳር ኣይክህሉውን’ዮም።

/ደይሊ መይል/

# መለሳ

ሰላማዊት ተስፋብሩኽ

## ኣለበምቲ ዛንታታት

# እቲ ለማኒ ንጉስ

ሓደ እዋን ኣብ ኣየርላንድ ሓደ ንጉስ ነበረ። እዚ ንጉስ ፍረ ብርኩ ውላድ ኣይተዓደለን'ዩ ዝነበረ። ንግስነቱ ንሕብረተሰቡ ዘድንቕ፡ ዘኽብር፡ ዝሰምዕን ዘገልግልን መንእሰይ መሪጹ ንግስነቱ ከረክብ ሓሰበ። ብተለኣኣኽቲ ገይሩ ኣብ ኵለን ንሱ ዘመሓድረን ከተማታት ንንግስነት ይበቅዕ'የ ዝብል መንእሰይ ናብ ንጉስ ቀሪቡ ቃለ-ምሕትት ክገብር ዓደመ። እቲ ናብ ንግሱ ዝቐርብ ሰብ ክልተ ነገራት ክህሉውኦ ከም ዝግባእ ድማ ተነግረ፡ ፍቕሪ ኣምላኽን ፍቕሪ ሰብን።

ሓደ መንእሰይ ንግእረመገዱ እናሓለፈ ነቲ ሓበሬታ ረኣየ። ፍቕሪ ኣምላኽን ፍቕሪ ሰብን ኣሎዎን የብሉን ንነብሱ ሓተታ። ክልቲኣን ምስኡ ከም ዘለዋን መዓልታዊ ህይወቱ ከም ዘሰንዮኣን ኣመነ። 'ናብቲ ንጉስ ክቐርብ ኣለኒ፡' ብምባል ሞራሉ ክብ ኣቢሉ ገጹ ኵለዐ። እንተኾነ ሓንሳእ ከይጸንሐ ገጹ ድብን በለ። 'ናብ ንጉስ ነዚ ረሳሕን እተበጃጀለን ክዳን ገይረ ከመይ ኢለ ክቐርብ፡' ብምባል ድኽነቱ እናስተማሰሎ ሓሳቡ ኣዋደቐ። ብውሽጡ ግን ዝገበረ ገይሩ ክኸይድ ይድፋእ ስለ ዝነበረ ኣይቀሰነን። ናብቲ ናይቲ ንጉስ ግቢ ነዊሕ መገዲ ስለ ዝነበሮ፡ ንእግረመገዱ እናለመነ ንኽዳኑ ዝኸውን ሰልዲ ክእክብ ሓሰበ። ከምኡ ኸኣ ገበረ። ኣብቲን ኣብቲን ኢሉ ብምልማን ኣየኽፍኣለይን'ዩ ዝበሎ ክዳን ተኸዲኑ መገዱ ቀጸለ። ኣብታ ንጉስ ዝቕመጠላ ከተማ ምስ በጽሐ ኣዝዩ ተሓጉሰ።

ናብቲ ናይ ንጉስ ግቢ እተብጽሕ ጉደና ሒዙ ነበረ። ኣብ መገዲ ልግስ ሓደ ለማናይ፡ "ብፈጣሪኹም ጠምየን ቈሪረን ኣለኹ፡ ዓቕምኹም ለግሱለይ፡" እናበለ ይልምን ነበረ። እዚ መንእሰይ ነዚ ለማናይ ሰሚዑዎ'ኳ ሕልፍ እንተ በለ፡ ልማኖኡ ግን ረጊጹዎ ክኸይድ ከበዶ'ሞ ተመሊሱ እተን ብኽንደይ ጋዶ ዝረኸበን ናብ ንጉስ ክቐርበለን ዝሓሰበ ክዳውንቲ ነቲ ለማናይ ንእለት ከደኖ። ንሱ ግን ናብቲ ናይ ቀደሙ ረሳሕን እተበጃጀለን ክዳን ተመልሰ። ግዳ ከይተፈለጦስ ኣብ ኣፈፌት ናይቲ ግቢ በጽሐ። ኣብ ሓለዋ ዝጸንሑ ሰራሕተኛታት መሪሖሞ ናብቲ ግቢ ኣተወ።

እቲ መንእሰይ ኣብ ቅድሚ ንጉስ ምስ ቀረበ፡ ብኽብሪ ናብ ንጉስ ርእሱ ብምድናን ሰገደ። ርእሱ ቅንዕ ምስ ኣበለ ግን ብምግራም ከይተረድኦ፡ "ንስኻ... ንስኻ ኢኻ... ንስኻ ኢኻ ኣብቲ መገዲ ዝረኸብኩኻ እቲ ለማኒ ሰብኣይ!?" በለ ከይተፈለጦ።

"እወ፡" በለ እቲ ንጉስ ርእሱ እናነቕነቐ፡ "እቲ ለማኒ ኣነ'የ ነይረ።"

"ንስኻ ግን ለማኒ ኣይኰንካን፡ ንስኻ እቲ ንጉስ ኢኻ። ስለምንታይ ከምኡ ጌርካ?" ብምባል ደጊሙ ሓተቶ።

"ምኽንያቱ፡ እቲ ናይ ብሓቂ ፍቕሪ ኣምላኽን ፍቕሪ ሰብን ዘሎዎ መንእሰይ ብልክዕ ክረኽቦ ስለ ዝደለኹ'የ፡" በለ'ሞ እቲ ንጉስ፡ "ኣነ ምስ ናይ ዝፋን ክዳነይ ናባኻ እንተ ዝመጽእ ምስ ተመሰጥካ ንጉስ ምዃነይ'ውን ቀልጢፍካ ምገመትካ። ንዝሓተትኩኻ ዘበለ ኸኣ ምገበርካለይ። በዚ ኸኣ እቲ ኣብ ልብኻ ዘሎ ክፈልጦ ኣይክእልን እየ። ከም ለማኒ ኰይነ ኣብ መገዲ ጸኒሐካ። ድምጸይ ኣብ እዝኒኻ ምስ በጽሓ ግን ኣብ ልቢኻ ዘሎ ፍቕሪ ኣቤት ኢሉ። ናይ ኣምላኽን ናይ ሰብን ፍቕሪ ኣሎካ፡ ነዚ ዝፋን ከኣ ከማኻ ዘበለ መንእሰይ'የ ክረክብ ዝብህግ ነይረ'ሞ፡ ንግስነተይ ክትወርሶ ኢኻ፡" በሎ።

***




### ፍቕሪ ማለት

ክልተ ፍቑራት (ወዲን ጓልን) መንእሰያት ልዕሊ ሚእቲ ሜትሮ ኣብ ካልኢት ብሞተርሳይክል እናረገጹ ይጓዓዙ ነበሩ።

ጓል፡ "ኣታ ፈሪሐ በጃኻ ቀስ በል!"

ወዲ፡ "ኣይፋለይን፣ ከምዚ'ዩ ኬፍ ዘለዎ።"

ጓል፡ "በጃኻ፣ 'ታይ ኬፍ ክህሉዎ ደኣ'ዚ! ማራ ፈሪሐ ኣለኹ።"

ወዲ፡ "በሊ'ሞ ቅድም ከም ተፍቅርኒ ንገርኒ?"

ጓል፡ "እውይ! ሕራይ ኣመና'የ ዘፍቅረካ። በል ሕጂ ቀስ በል!"

ወዲ፡ "ግርም! በሊ ግጥም ኣቢልኪ ሕቘፍኒ!"

(ጓል ግጥም ኣቢላ ሓቘፈቶ)

ወዲ፡ "በሊ በጃ ርእሰይ (ካስኮይ) ኣውጺእኪ ኣብ ርእስኺ ግበርዮ!"

ቅልጣፈ ናይታ ሞተር ሳይክል ኣዝዩ ዘፍርሓ ጓል፡ ቅልጥፍ ኢላ ካስኮ ካብኡ ወሲዳ ወደየቶ።

ንጽባሒቱ ኣብ ዜና፡ "ሓንቲ ብፍጥነት ትጓዓዝ ዝነበረት ሞተር ሳይክል፡ ልጓማ ስለ ዘበላሸወት ናብ ሓደ መንደቕ ተጋጭያ። ኣብታ ሞተር ሳይክል ተወጢሖም ካብ ዝነበሩ ክልተ ሰብ፡ እታ ሓንቲ ጥራይ ክትድሕን እንከላ እቲ ሓደ ግን ህይወቱ ሓሊፉ።" ዝብል ነበረ። እቲ ሓቂ ግን ኣብ መንጎ ልጓም ክሕዝ እንተ በለ ዝኣበዮ ወዮ ኣፍቃሪ፡ ኣፍቃሪቱ ክድሚ ዝኾነ ምዃኑ ክትፈልጥ ኣይደለየን ነበረ። ፍቕራ ካብ ኣፉ ከም ዝሰምዕ ገበረ፣ ልቡ ኸኣ ደስ በሎ። ሕቖፋ ኣስተማቐረ፡ 'ምኻድ እንተ ኾይኑ ኣነ ክኸይድ፡' ብምባል ድማ በጃ ርእሱ ንኣፍቃሪቱ ብምሃብ ንሱ ሓለፈ፡ ንሳ ግን ሰረረት።

***



# ዋና ኢንተርነት መን’ዩ?

ኢንተርነት ዘይጥቀም ውሑድ ክኸውን ይኽእል’ዩ፤ ኢንተርነት ዘይፈልጥ ግን ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። እንተወሓደ ብመገዲ ኢንተርነት ንዝረሓቐ መቕርብ ብቐጥታ መልእኽቲ ንሰደሉ ይሰደልና’ዩ። ኢንተርነት ኣብ ዓለም ምሉእ ዝርከባ ኮምፕዩተራት ብመገዲ ናይ ተለኮሙኒኬሽን መራኸቢታት ኣቢሉ ዘራኽብ መርበብ እዩ። ንኣብነት፥ ኣብ ሃገርና ዝርከባ ኮምፕዩተራት ነፍሲ.ወከፈን ምስ መስመር ተለፎን ዝተሓሓዛ ኰይነን ማእከለን ኤሪ-ተል እዩ። ብመገዲ ኤሪ-ተል ኣቢለን ከኣ ናብ ዓለም ይራኸባ። ብተወሳኺ ብመገዲ ሳተላይት’ውን ክትራኸብ ይከኣል። እዚ መርበብ ኢንተርነት ንዩኒቨርሲቲታት፡ ንመጽናዕታዊ ማእከላት፡ መንግስታዊ ትካላት፡ ንግዳውያን ኮርፖረሽናት፡ መኽሰብ ዘይብለን ትካላትን ውልቀሰብን ሓበሬታ ክጥቀሙ፡ ሓደ ዓይነት ሓበሬታ ክማቐሉን ክለዋወጡን የኽእሎም።

ሎሚ ኢንተርነት ምስ ፈተውቱን ሰድራቤቱን ዘይራኸበሉ፡ ዘድልዮ ሓበሬታ ዘይፍትሸሉ፡ እተፈላለዩ ትምህርቲ ዘይረኽበሉን ዘይዘናግዓሉን ዳርጋ የልን ክበሃል ቀሪቡ ይኸውን። እዚ ንዓለም ናብ ሓንቲ ቍሸት ቀይሩዋ ዘሎ መርበብ ኢንተርነት፡ ብ1968 ብ“ARPA” እተባህለ ክፍሊ ምክልኻል ኣሜሪካ ንስነፍልጠታዊ ምርምርን ፐርሰነላት ምክልኻልን ንሓድሕዶም ክራኸቡሉ ብምባል እተገብረ’ዩ። ድሕሪ 15 ዓመት ከኣ ውልቃውያን ትካላት ናተን መርበብ ኩዳልዋ ክኢለን። ዝበዝሐ ዓቕሙ ንስነፍልጠታውን ትምህርቲኣውን ነገራት የገልግል ነይሩ። ብዙሓት ሰብ፡ ብዙሓት ፈላጣት፡ ሰብ ርእሰማል እናሳተፈ ኸኣ ናብዚ ሕጂ ዘለዎ ደረጃ በጺሑ ይርከብ።

ኢንተርነት ናይ መን’ዩ? ብመን’ዩ ዝውነን ዝገርመና ኣይሰኣንን ይኸውን። ንኢንተርነት ከም ናይ በይኑ ዋንነት ዝሓዞ ሰብ የለን። ነዚ መርበብ እትሕሉዎን ትከላኸሉን ዝኹነት ትኹን ሃገር የላን። ኢንተርነት ኣብ ካልእ ዘይምርኩስ ርእሱ ዝኸኣለ መስርሕን ኣገባብ ምሕደራን ኣሎዎ። ወከፍ ኣብ ኢንተርነት እትርከብ መርበብ ናታ ፖሊሲታት፡ መስርሓትን ሕጊታት ኣሎዋ።

# 8 ሰዓታት ምድቃስ ዝህቦ ሞቕሽሽ

1. ኣብ ገጽ ዝርከብ መግለጺታት ክነንብብ ይሕግዝ
2. ናይ ኣካልና ናይ ምክልኻል ዕዮ ብግቡእ ክቃናዕ ይሕግዝ
3. ናይ ሸኮራውዊ ነገራት ባህጊ የጉድል
4. ቃንዛ ንቡር ሕማማ የጉድል
5. ቅልጥፍ ኢልካ ክትውሰን ይሕግዝ
6. ቅልጥፍ ኢልካ ካብ ምቍጣዕ የገላግል።



/Riders Digest/




**ብሰዱኮ**

- ኣብ ሓደ ሳንዱቕ ካብ 1 - 9 ይምላእ፤
- ንትኹልን ንጋድምን፡ ሓደ ቍጽሪ ኣይድገምን

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | 6 | | | | | |
| 1 | | | | 9 | | | | |
| 5 | | 6 | 8 | | | 1 | 9 | 4 |
| | 2 | 1 | | 8 | | 4 | | 9 |
| 3 | 4 | | | 7 | | | 1 | 6 |
| 9 | | 7 | | 4 | | 5 | 2 | |
| 8 | 6 | 9 | | | 3 | 7 | | 5 |
| | | | | 6 | | | | 1 |
| | | | | | 8 | | | |

**ብጂኦሜትሪ**

- በዞም ዝስዕቡ ሽዱሽተ እተፈላለዩ ቍጽሪታት ሓንቲ ትርብዒት ክትሰርሑ ይከኣልዶ?




“መጀመርታ፡ ‘እቲ ዝኸፈአ ከጋጥም ዝኽእል እንታይ’ዩ?’ ኢልካ ንነብስኻ ሕተታ። ተቐበሎ ድማ። ድሕሪኡ ካብ ዝኸፍአ ከተሕሾ ዕየ።”

- ደል ካርነጊ

## ኣቋራጭ ኣብ ተለፎናትና

ኣብ ተለፎንና ብዙሕ ክንጥቀመሉ ዘድልየና ኣቋራጫት ኣሎ። ዝበዝሐ እዋን ንውሑዳት ካብኦን ኢና እንጥቀም። ኣቋራጫት፡ ነቲ ብነዊሕ መገዲ ክንረኽቦ እንኽእል ኣገልግሎት ኣሕጺሩ ዘእትወና እዩ። ናይ ተለፎን ወሃብቲ ኣገልግሎት፡ ከም ኤሪትል ዝኣመሰላ፡ ኸኣ ነቲ ብተመሳሳሊ ኮዳት እናገበራ ኣሕጻሪ ኣገባባት የተኣታትዉ። እዞም ዝሰዕቡ ኸኣ ገለ ካብቶም ምስ ኵነታትና ዝኸዱ ንናይ ድምጺ ጻውዒት ኣገልግሎት እዮም፤

- *142*# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ህሉው ኩነታት ሕሳብና ይሕብር

- *141* ቍጽሪ እተሓኸኸ ካርድ # መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ሕሳብካ ንምሕዳስ

- *150* ክነሕድሰሉ ንደልዮ ቍጽሪ* ቍጽሪ እተሓኸኸ ካርድ # መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ንኻእል ቍጽሪ ተለፎን ብተለፎንካ ከተሐድስ ምስ እትደሊ

- *151* ክትሰደሉ እትደሊ ቍጽሪ * መጠን ሕሳብ # መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ሕሳብ ንኻልኦት ንኸተሰግር

- *21* ጻውዒት ከተሰጋግረሉ ትደልዮ ቍጽሪ # መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ተለፎንካ ናብ ካልእ ቍጽሪ ክትመርሓ (ዳይቨርት ክትገብራ) ምስ እትደሊ

- #21# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ጻውዒትና ካብቲ ተሰጋጊሩሉ ወይ ተመሪሑሉ ዝነበረ ቍጽሪ ናብ ናትና ክንመልስ ምስ እንደሊ

- *145*# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ቍጽሪ ተለፎን ንምፍላጥ የገልግል

- *#06#፡ ናይ ቀፎ ፍሉይ መለለዪ ቍጽሪ (IMEI) ክንፈልጥ እንተ ደሊና

- *61* ጻውዒት ተሰጋግረሉ ቍጽሪ ተለፎን# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ተለፎንካ መልሲ ክትህበሉ ኣብ ዘይትኽእል ግዜ ናብ ካልእ ትደልዮ ቍጽሪ ከተሰጋግረሉ ትኽእል ኣገባብ

- #61# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ካብቲ ኣቐዲሙ ዝተገብረ ናይ ምስግጋር ጽውዒት መምለሲ

- *62* ጻውዒት ተሰጋግረሉ ቍጽሪ ተለፎን# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ተለፎንና መስመር ኣብ ዘይርከበሉ ቦታ እንተ ኣላ፡ ናብ ንደልዮ ቍጽሪ ተለፎን ነሰጋግረሉ



- #62# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ካብቲ ዝጸንሓቶ ናይ ምስግግራ ኣገልግሎት መምለሲ

- *67* ጻውዒት ተሰጋግረሉ ቍጽሪ# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ተለፎንና ተታሒዛ (ቢዚ) ኣብ ዘላትሉ፡ ጻውዒት ናብ ካልእ እንደልዮ ቍጽሪ እነሰጋግረሉ

- #67#፡ መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ካብ ዝጸንሓቶ ምስግጋር መምለሲ

- ##002# መደወሊ መልጉም ንጥውቕ፡ ንኹሉ ዝግበር ናይ መሰጋገሪ ኣገልግሎት መደምሰሲ ወይ ናብ ኖርማል መምለሲ።

## መልሲ 'ንፋለም'

### ሰዱኮ

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| 4 | 6 | 8 | 9 | 3 | 1 | 2 | 5 | 7 |
| 1 | 7 | 2 | 5 | 6 | 4 | 9 | 3 | 8 |
| 5 | 3 | 9 | 8 | 2 | 7 | 1 | 6 | 4 |
| 9 | 2 | 1 | 3 | 8 | 5 | 4 | 7 | 6 |
| 3 | 4 | 5 | 6 | 7 | 2 | 8 | 1 | 9 |
| 6 | 8 | 7 | 1 | 4 | 9 | 5 | 2 | 3 |
| 8 | 9 | 6 | 2 | 1 | 3 | 7 | 4 | 5 |
| 2 | 5 | 4 | 7 | 9 | 6 | 3 | 8 | 1 |
| 7 | 1 | 3 | 4 | 5 | 8 | 6 | 9 | 2 |

### ጂኦሜትሪ




## ምስኪን

ኣብ ምዕራብ 'ዛ ጸሓይ

ጽልግልግ እናበለ

ማይ ጀረብረብ ጀመረ

ዝሑል ኣየር ዝሓዘለ

ከም ቀዝሒ 'ዛ ልበይ እናቛረረ።

እቲ ንኣካላይ

እቲ ንመንፈሰይ

ምስ ኣኣሾኹ፡

ነቲ ሕቝፊ ቀረባ ማዕዶ

ኣንቂደ ከኸዶ፣

... ግዳ ተራእዩኒ

ከምቲ ዓይነይ ዘውደቐኩላ

ኮኾብ ዝምርሓቐ፡

ካብ ምርካብ

ምድልላይ ከም ዝፈቱ።

***

ናጽነት ተወልደ

## ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# መንእሰያት ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ ብዓወት ተበጊሶም!

ናይ ምግባር ዓቕሚ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ ኩሉ ጽላታት ልዑል ምዃኑ ቀድሚ ሕጂ ብዝተፈጸመ ድንቂ ስርሓት ተረጋጊጹ ኢዩ። ሃገር ድሕሪ ምምጻእን ምዕቓብን ቡቲ ዝመልኮ ዓውዲ ጌሩ ሃገሩ ኣብ ምልዓል ዘርእዮ ዘሎ ንጥፈት ሃብሮምም ዘብሎ ኢዩ።

ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ እትብል መጸውዒ፡ ንሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ዝተፈላለየ ዓይነት ስፖርት ንዘውክልዋ መናእሰይ እንጥቀመላ ሳኳ ኢያ። ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ ኣብዛ ድሮ ተበጊሳ'ስ ንቀዳሞት ርብዒ ኣዋርሕ ኣልዒልናላ ዘሎና ዓመተ 2019 ዘመዝገብዎ ዓወታት መዛረቢ ማዕከናት ዜና ኮይኑ ንረኽቦ።

ኣብ ውድድር ኣትለቲክስ ዘሎ ዕቑር ዓቕሚ ኤርትራውያን ካብ ግዜ ንግዜ እናዓበየ ኣብ ዝመጽእ ዘሎ ህሞት፡ ኣትለት ዑቕባይ ጺጋይ ኑቲ ኣብ ውድድር ማራቶን ዝጸንሐ ኤርትራዊ ክብረወሰን 2:07:26 ሰዓት ናብ 2:06:41 ብምውራድ ሓድሽ ኤርትራዊ ሰዓት ዘጽሓፈሉ ውድድር ኣብ ቫሌንሽያ ማራቶን ኢዩ። ኤርትራ ወላ'ኳ ኣብ 2015 ሻምፕዮን ዓለም ማራቶን ብኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ክትከውን እንተኽኣለት፡ ኤርትራዊ ሰዓት'ዚ ርሕቀት ከም ጎረባብቲ ሃገራት ናብ 2:02:00 ወይ 2:03:00 ሰዓት ንምውራዱ ከቢድ ስራሕ ይጽበየና ኢዩ። ኣትለት ዑቕባይ ኣብዛ ተበጊሳ ዘላ ዓመት ሓደ ደቒቕ ንቕድሚት ምድፋኡ ድማ ኑቶም ብሕጂ ዝተፈላለዩ ውድድራት ዝጽበዮም ዘሎ ዓበይቲ ኣትለታትና ተስፋ ዝሁብ ስራሕ ኢዩ።

ሃገራዊት ጋንታ መንእሰያት ኩዕሶ እግሪ ኑቲ ክልተ ግዜ ናይ ውድድር ሰሌድኡ ዘናውሐ ውድድር ሴካፋ (ማእከላይን ምብራቕን ኣፍሪቃ) ንምድላው ንእተኻይዶ ዘላ ምድላዋት ዝድርዕ ምሕዝኻታዊ ጸወታ ምስ መዘንኣ ሃገራዊት ጋንታ ደቡብ ሱዳን ገጢማ 3ብ0፡ ኣንጻር መንእሰያት ሩስያ ኣብ ዘካየደቶ ግጥም ድማ 4ብ1 ተዓዊታ። ኤርትራ ኣብ ውድድራት ትሕቲ ዕድመ ኩዕሶ እግሪ ጽቡቕ ስም ካብ ዘለወን ሃገራት ሓንቲ ኢያ። ኣብ መፋርቕ 90ታት ኣብ ሃገራት ስካንዲናቭያ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት ዝተፈላለያ ጋንታታት ቀልዑ ኤርትራ ዘመዝገብኦ ዝነበራ ዓወት ተዘኪሪ ኢዩ። ብዘይካ'ዚ ሃገራዊት ጋንታ ትሕቲ 17 ኣብ 2009 ኣብ ሱዳን ኣብ ዝተኣንገደ ውድድር ሴካፋ ትሕቲ 17 ዓመት 2ይ ደረጃ ብምሓዝ ተሸላሚት ብሩር ሜዳልያ ኮይና። ኣብ 2010 ኣብ ሃገርና ዝተኣንገደ ውድድር ሴካፋ ትሕቲ 20 ዓመት፡ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ መዛዘሚ ጸወታ ብመዘንኣ



ተዓዋቲ ዙር ርዋንዳ መርሃዊ ቅዱስእናዓበየ ኣብ ዝመጸሉ



ደገፍ ርዋንዳውያን ንመርሃዊ ቅዱስ




ተዓዋቲት ዙር ርዋንዳ 2019 ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ

ኡጋንዳ ብፍጹም ቅላዕ ተረቲዓ 2ይ ደረጃ ሒዛ። እቲ ኣብ ዝበለጹ ውድድራት ሴካፋ ኮይኑ ብምዕሩግ ኣገባብ ዝተኣንገደ ውድድር ክሳብ ሎሚ ተዘካሪ ኮይኑ ኣብ ኣዒንቲ ኣፍቀርቲ ኩዕሶ እግሪ ዘይሃስስ ኢዩ። እዛ ኣብ ልምምድ እትርከብ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ትሕቲ 20 ዓመት ኑቲ ኣብ ሃገረ ኡጋንዳ ክእንገድ ተመዲቡ ዘሎ ናይ ሴካፋ ውድድር ኣብ ምድላው ትርከብ። ኣብዛ ተበጊሳ ዘላ ዓመት፡ ኣብ ክልቲኡ ናይ ምሕዝኑት ጸወታ ዘመዝገበቶ ዓወት ድማ ኣብቲ ውድድር ብርእሰ ምትእምማን ክትኣቱ ዘኽእላ ኢዩ።

ኣብ ቅድድም ብሽክሊታ ኣብ ውሽጢ ቀዳሞት ሰለስተ ኣዋርሕ 2019 ተመዝጊቡ ዘሎ ዓወት መስተንክር ኢዩ። ኣብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ካብ ዝእንገዱ ዙራት፡ እቶም ብደረጃኦም ዝዓበዩን 2.1 ደረጃ ብዩሲኣይ ዝወሃቦምን ጋቦንን ርዋንዳን ኣብ ውሽጢ ናይ ሓደ ወርሒ ፍልልይ ተኻይዶም፡ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ድማ ብጋንታ ንክልቲኦም ውድድራት ተዓዊታትሎም። ኣብ ዙር ጋቦን ተቐዳዳማይ ሲራክ ተሰፎም ዕዉት ማልያ ኣንበሳ ዓቕብ ኮይኑ። ኣብ ዙር ርዋንዳ ድማ ትሕቲ 20 ዝዓመቶም መናእሰይ ያቆብ ደበሳይን ቢንያም ግርማይን ናይ መድረኽ ዓወት ኣመዝጊቦም። ብዘይካ'ዚ ቢንያም ግርማይ ኣብ ዙር ጋቦን ውን ናይ መድረኽ ዓወት ኣመዝጊቡ ኢዩ። ኤርትራ ኣብ ደረጃ 2.1 ቡቶም ፕሮፌሽናል ተቐዳደምታ ናይ መድረኽ ዓወት እንተ'ተመዝግብ ኣርእስቲ ኣይምኾነን፡ በዞም ትሕቲ ዕድመ ተቐዳደምቲ ክተውሕሶ ምኽኣላ ኢዩ'ቲ ፍሉይነቱ።

ምስ ሓንቲ ካብ ዝዓበያ ክለባት ቅድድም ብሽክሊታ ተጸንቢሩ ዘሎ መርሃዊ ቅዱስ ኣብ ዓቕብ ንዘለዎ ዓቕሚ ብዝያዳ ከርኢ ኣብ እተኽእሎ ካዛኺስታናዊት ክለብ ኣስታና ፕሮ




ያቆብ ደበሳይ፡ ተዓዋቲ ጻዕዳን ዓቕብን ዙር ርዋንዳ፡ ብጫ ማልያ ዙር ኤስፓየር ካሜሩንን

ቲም ኢዩ ዝርከብ። እዛ ክለብ ንዓቕሚ ዓቕብ ምሕኳር መርሃዊ ተገዚባ ምስ ኣፈረሙቶ ኣብቲ ፋልማይ ሓለቃ ጋንታ ጌራ ዘአተውቶ ውድድር ዙር ርዋንዳ ተዓዊቲ ብሮጌ ማልያ ክኸውን ምኽኣሉ መጻኢኡ ኣብዛ ጋንታ ውሑስ ይመስል። ኪንዮ 2.1 ደረጃ ዝኸደ ዓወት ኣብቶም ዓበይቲ ውድድራት፣ ደረጃ ክልተ ሓይሊ ፈረስን ዓለማዊ ውድድርን ከመዝግብ ዘኽእሎ ኢዩ'ዚ ናይ ርዋንዳ ቅልጡፍ ዓውቱ። መርሃዊ ቅዱስ ኣብ ርዋንዳ ብሮጌ ማልያ ኣብ ዝተዓወተሉ፣ መንእሰይ ተቐዳዳማይ ያቆብ ደበሳይ ድማ ተዓዊቲ ጻዕዳ ማልያ ንትሕቲ 23 ዓመት ትወሃብን ኣንበሳ ዓቕብን ብምኻን ድርብ ዓወት ኣመዝጊቡ ኢዩ። እዚ ማለት ድማ ኣብ ርዋንዳ ካብ ዝከበረ 4 ናይ ክብሪ ማልያታት ኮተን 3 ማልያታት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኢዮም ተዓዊቶምለን።



ድሕሪ'ዞም ፍጻሜታት ሻምፕዮን ኣፍሪቃ 2019 ኣብ ኢትዮጵያ ከተማ ባህርዳር ዝተኣንገደ ኢዩ ሰዒቡ። ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ዝሓለፈ ዓመት 18 ወርቂ ሜዳልያ ዝርከቦ 20 መዳልያታት ዓቲራ ናብ ሃገራ ተመሊሳ ብምንባራ፣ ኣብዚ ውድድር ውን ከም ልማዳ እታ ብቀዳማይ ደረጃ ትጥመት ኮይና ኢያ ኣትያ። ኣብ ውድድር ግዜ ክሮኖ ሜተር ትሑት ናይ ምድላው ግዜ ምስ ዝተቐየረ መወዳደሪ ቦታ ተደሚሩ፣ ብዘይካ ናይ ጋንታ ደቂ ተባዕትዮ ውድድር ዝወሰደታ ወርቂ ሃገራዊት ጋንታ ኢትዮጵያ 7 ወርቂ ሜዳልያ ድሕሪ ምዕታር ኢዩ ናይ ጽርግያ ውድድር ሰዒቡ። ኣብዚ ዓመት ብዩሲኣይ ዝተኣታተወት ሓዳስ ውድድር ሕውስዋስ (ደቂ ተባዕትዮን ኣንስትዮን ተቐባቢሎም ዘካይድዋ) ብዓወት ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ተዛዚማ። ኣብ ውድድር ጽርግያ ጁንየር ደቂ ኣንስትዮ፣ ኤርትራዊት ተቐዳዳሚት ዳናይት ጸጋይ ድሕሪ ዘመዝገበቶ ዓወት፣ ናብ ናይ መወዳእታ መዓልቲ፣ ኢትዮጵያ 7፣ ኤርትራ 3፣ ርዋንዳ 2፣ ደቡብ ኣፍሪቃ 1 ወርቂ ሒዘን ኣትየን። ሃገራዊት ጋንታ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣርባዕተ ካብ ፕሮፌሽናል ተቐዳደምታ ሒዛ ዝቐረበት ክትከውን፣ ኣብ ቅጽበታዊ ውድድር ብደረጃ ዓለም ተወዳዳሪ ኮይኑ ዘሎ ዳሬን ጊብሰን ድማ ኣባላ ክሳብ ዝከበረ ንዓባይ ጉጅለ ጠርኒፍካ ክሳብ መወዳእታ ምውዓል ዘርብሕ ዘይምኻኑ ዝተረድኡ ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ፣ መጥቃዕቲ ድሕሪ መጥቃዕቲ፣ መኸሰብ ደበሳይ ንኣልጀርያዊ ዐዘዲን ላዕቃብ ሒዙ ወጺኡ ኣብ መገዲ ኣትሪፉ ወርቂ ሜዳልያ ክዕወት ከሎ፣ ሄኖክ ምሉብርሃን ድማ ካብ ትሕቲ 23 ዝዓመቶም ተቐዳደምቲ ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዙ ድርብ ዓወት ተረጋጊጹ። ኣቀዲመን ውድድረን ካብ ዘካየዳ ደቀንስትዮ ውን ብተመሳሳሊ ምንኣስ ሓፍቱ ንመኸሰብ ደበሳይ ሞሳና፣ ካብ ዓባይ ጉጅለ ሞሊቓ ድሕሪ ምውጻእ ምስኣ ንዝወዓላ ኢትዮጵያዊት ሰላምን ደቡብ ኣፍሪቃዊት ጆናን ረቲዓ ወርቂ ሜዳልያ ዓቲራ። ደሴት ኪዳነ ድማ ካብ ትሕቲ 23 ዓመት ተቐዳደምቲ ቀዳማይ ደረጃ ብምሓዝ ወርቂ ሜዳልያ ተሸሊማ። ኣብ ሓደ መዓልቲ ኣርባዕተ ወርቂ ሜዳልያ ዝዓተረት ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ድማ ኣቀዲመን ብድሮ ኢትዮጵያ ቀዳማይ ደረጃ ሒዛ ንሻምፕዮን ኣፍሪቃ ተዓዊታትሉ ክብላ ሓበሬታ ንዘዘርግሓ ገለ ማዕከናት ዜና'ታ ሃገር ንጽብሒቱ በዚ ድንቂ ዓወታ ይቕረታ ክሓታ ዝቐሰበ ተዘኪሪ ዓወት ሰኒዳ ወጺኣ።




ቀዳሞት ሰለስተ ኣዋርሕ ዓመት 2019፣ መባልዕቲ መንእሰያት ኣግማል ቀይሕ ባሕሪ ኔረን። ዝስዕባ ድማ ተመሳሳሊ ዓወት ንርእየለን ክኾና ምንዮትና ንገልጽ።

# ኣርሰናል

## ብኣርሰናላውያን ትስልጥነሉ ግዜ መዓስ ኮን ይኸውን?




ማንቸስተር ዩናይትድ ድሕሪ ምኻድ'ቲ ን26 ዓመታት ዝመርሓ ኣሰልጣኒ ሰር ኣሌክስ ፈርጉሰን ካብ መገዳ ምውጽኡ፡ ናብ ሓዲዳ ክትምለስ ብርኡይ ተጸጊማ ኢያ። እቲ ሕሩይ ዝበሎ መጻወዲ ተዋሂብዎ ዝመጸ ዴቪድ ሞይስ፡ ኣብ ቀዳሞት 8 ኣዋርሕ፡ ዩናይትድ ትደልዮ ወጽኢት ከምጽእ ስለ ዘይከኣለ ብኣግኡ ኢዩ ተኣልዩ።

ፍልስፍና-ቫንጋል ዝዝገራዊት ጋንታ ሆላንድ ብመንእሰያት ተጻወቲ ናብ ናሕስ ሜዳልያ ስለ ዘብቐዓ ኣብ ኦልትራፎርድ ክሰርሕ ይኽእል ኢዩ ተባሂሉ መጺኡ። ሕጂ ውን ንዩናይትድ ዝበቕዕ ወጽኢትን ደረጃን ኣይተመዝገበን።

ካብዚ ንደሓር ኣቀዲሙ ዝና ዘለዎን ዓበይቲ ዓወታት ዝተጎናጸፈን ኣሰልጣኒ ኣምጺእካ ብውሕዱ ናይ ዓወት መንፈስ'ታ ክለብ ንምምላስ ተባሂሉ ክኣ ሆዜ ሞሪኖ መጺኡ። ገደደ! ዘበል ናይ 3ይ ዓመት ወጽኢትን ቃልሲ ኣንጻር ተጻወትን ተረኣዩ። ወላ'ኳ ኣብ ቀዳማይ ዓመት ዋንጫ ዩሮፓ ሊግ ምስ ካርሊን ካፕ እንተ ዓተረ።

ሓለፍቲ ክለብ ማንቸስተር ዩናይትድ ነቲ ካብ ላዕለዎት 4 ጋንታታት ብ11 ነጥቢ ኣትሒትምም ዝበረ'ሞ ምስ ኩሎም ብሉጻት ተጻወቱ ክኣ ኣብ ምትህልላኽ ኣትዩ ዝበረ ሆዜ ሞሪኖ ምስ ኣሊይዎ ብውሕዱ እታ ዓመት ውድድር ክሳብ ትውዳእ'ሲ ብዕብይ'ታ ክለብ ሶልሻየር፡ ኒኪ ባት፡ ራያን ጊግስ ዝኣመሰሉ ናይ ቀድም ኣባላታ ክትምራሕ ኣብ መደምደምታ በጺሑ። በዚ ድማ ንኖርወጃዊ ሶልሻየር ካብ ሃገሩ መሲሶም። ኣብ ዙርያ'ዚ ግዝያዊ ኣሰልጣኒ ድማ ብዙመሳሰሊ እዩም ነታ ክለብ ዝፈልጡ ሰባት ክኾኑ ኣለዎም ካብ ዝበል መረዳእታ፡ ንተሓጋጋዚ ፈርጉሰን ብፃኻን ንዘዊሕ ዓመታት ዝሰርሐ ማይክ ፈላንን ሚካኤል ካሪክን ኣብ ጎድኑ ኣቐሚጥሉ። እዞም ሰባት ማንቸስተር መን ኢያ? እንታይ ታሪኽ ኣለዋ? ቀዳምነታታ እንታይ ይመስል? ዝበሉ መሰረታውያን ሕቶታት ክምልሱ ዘይጸገሞም ኢዮም። እንሆ ድማ ናይዚ ወጽኢት፡ እታ ክለብ ኣብ ትሕቲ ሶልሻየር ብዙትኣማምን መገዲ ተበጊሳ።

ናብ ኣርእስትና ክንምለስ፡ ኣርሰናል ካብዚ ቅድሚ 10 ዓመታት ቀንዲ መቐናቐንታ ዝበረት ዩናይትድ እንታይ ትመሃር?

ኣብ ትሕቲ'ቲ 22 ዓመታት ዘሰልጠና ፈረንሳዊ ኣርሰን ቬንገር ብዙሕ ጸቡቅ ነገራትን ዓወትን ኢዩ ተሰኒዱ፡ ኣብ ስታድዮም ሃይብርን ኤምሬትስን። ብፍላይ ክኣ ስታደዮም ሃይበሪ። ኣርሰን ቬንገር ናብ ኣርሰናል ጥራይ ዘይኮነ ናብ መድረኽ ፕረምየር ሊግ ኣብ ኩሎ ዝተሰረተ ጸወታ ኩሎ እግሪ ኣተኣታትዩ ኢዩ። እዚ ዝወለዶ ክኣ ኣርሰናል ኣብ ትሕቲኡ 3 ግዜ ሻምፕዮን ፕረምየር ሊግ፡ ደጋጊማ ድማ ኤፍ.ኤ.ካፕ ተዓዊታ። ክሳብ ሕጂ ንልዕሊ 15 ዓመታት ክበጽሕ ዘይከኣለ ንብድሕር ሕጂ ውን መዓስ ክበጽሕ ይኽእል ዘይትግምቶ ድማ 49 ዘይተሰዓርትሉ ጸወታ ሰሪዳ። እዚ ክብርታት ኣብ ኣርሰናል ክሰድ እንከሎ ዝበሩ ብሉጻት፡ ውሕሉላት፡ ጋንታ ናይ ምምራሕ ዓቕሚ፡ ኮታስ ኣርሰናል ብደረጃ ዓለም ቁጽሪ ደገፍታ ክዓቢ ዝበሩ ናይቲ እዋን ተጻወቲ ሕጂ ኣብ ዝተፈላለየ ክለባት ኣብ ምስልጣን ዝርከቡ፡ ናብዛ ክለብ መጺኦም ከሰልጥኑ ቦታ ክወሰዱም ከም ዝለዎ ካብ ማንቸስተር ዩናይትድ ተማሂራ'ዶ ትኸውን?

ኣርሰን ቬንገር ምስተየም ናይ ቅድም ተጻወቱ ዝበሩ ጥቡቕ ርክብ ከም ዝይብሉን ኣብ ስራሕ ድማ ዕድል ከም ዝይፈጥረሎምን ብዙሕ ግዜ ተዘራቢሉ ኢዩ። ንኣብነት ኣብ ኣርሰናል ኣብ ዝበረሉ ዕድል ምስልጣን ኣብታ ጋንታ ዝረኸቡ፡ ሓላው ልዳት ዴቪድ ሲመን፡ ጀርመናዊ ሓላው ልዳት የንስ ሌማን ድሕሪ ሓደ ዓመት ግን ስርሖ ዝገደፈ፡ ሸወደናዊ ፍረዲ ልዩንበርግ ናይ ትሕቲ 23 ዓመት ኣርሰናል ግን ከኣ ኣብ ዓባይ ጋንታ ዝኾነ ኢድ ዘይተዋህቦም ብውሑድ ክጥቀሱ ይኽእሉ። እዩም ኣብ ዝተፈላለየ ጋንታታት ኣብ ምስልጣን ዝርከቡ፡ ሓሊቃ ጋንታ ዝበረ ፓትሪክ ቬየራ፡ ትየሪ ሄንሪን ካልኦትን ግን ናብዛ ንባህላን ድሌታን ዝፈልጥዋ ጋንታ መጺኦም ክሰርሑ መገዲ ኣይተጸርገሎምን። ምናልባት ብዙሓት ሰባት፡ ንኣብነት ሄንሪ ነፍሱ ክኢሉ ኣብ ሞናኮ ኣብ ዝሰርሓሉ ክዕወት ኣይከኣለን ወዲቑ ኣብ ሰለስተ ወርሒ ካብ ስርሑ ተሰጊጉ ዝበል ምጉት ከምጽኡ ይክእሉ ኢዮም። ሶልሻየር፡ ንካርዲፍ ኣብ ፕረምየር ሊግ ንታሕተዋይ ዲቪዥዮን ክትወርድ ከላ ኣሰልጢንዋ ካብ ስርሑ ተሰጊጉ ኢዩ። ሶልሻየር ናብ ካርዲፍ ስራሕ ደልዩ እንበር ባህላን መንነታን ዝፈልጣ ክለብ ኣይከበረትን። ሄንሪ ቅድሚ ናብ ጁቬንቱስ ምኻዱ ተጻዋታይ ሞናኮ ኔሩ ክኸውን ይኽእል ኢዩ። እቲ ሓቂ ግን መለለዪ ሄንሪ ዝኾነት ክለብ ኣርሰናል እንበር፡ ጁቬንቱስ፡ ሞናኮ፡ ባርሴሎና ኣይኮናን።

ስለዚ ኣርሰን ቬንገር ካብ ኣስርሰናል ምስ ወጸ ከም ዝሃለዎም ዓይነት

ንባህልን ልምድን ክለብ ኣርሰናል ዝፈልጡ ተጻወቲ ምምጻእ እቲ ዝበለጸ ተመሪጺ. ክኸውን ይኽእል ነይሙዝበረ ሕጂ ማንቸስተር ዩናይትድ ወሲዱዎ ካብ ዘላ ስጉምቲ ትርድኦ'ዩ። ሕጂ ውን ማይ ኣይሓለፈን።

ትየሪ ሄንሪ ንናይ ትሕቲ ዕድመ ጋንታ ኣርሰናል ንምስልጣን ኣብ ዝመጸሉ፡ ኣርሰን ቬንገር ምስቲ ኣብ መደብር ቲቪ. ስካይ ዝሀቦ ዝነበረ ትንታነ ዝቢድ ስራሕ ኣይተሻን ካብ ዝብል መረዳእታ ንሄንሪ ብጸቢቅ ገጽ ኣይተቐበሎን። በዚ ድማ እዚ በዓል ታሪኽ ተጻዋታይ'ዛ ክለብ ዝነበረ ሄንሪ ኑቲ ስራሕ ገዲፉ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ቤልጅዩም ተሓጋጋዚ ኣሰልጣኒ ሮቤርቶ ማርቲኔዝ ንምኻን ከይዱ።



**• ንምኻኑ ኣብ 49 ጸወታታት ዘይተሳዓርት ልዑል ኣበርክቶ ካብ ዝበርም ተጻወቲ ኣርሰናል ሕጂ ኣበይ ከምዝለው ትፈልጡ'ዶ?**

**ሓሰው ልዳት የንስ ለይማን፦**

ኣብ ኣርሰናል ንምስልጣን ምስ መጸ ኣብ ትሕቲ'ቲ ብኣርሰን ቬንገር ዝምራሕ ዝነበረ ስራሕ ካብ ሓደ ዓመት ንላዕሊ ክሰልጥን ኣይከኣለን። ጉዲፍዎ ምስ ወጸ ድማ ኣብዚ ግዜ ኣብ ጀርመናዊት ክለብ ኣገስበርግ ተሕጋጋዚ ኣሰልጣኒ ኮይኑ ይሰርሕ ኣሎ።

**ካሜሩናዊ ሳውረንት፦**

ናብ ስራሕ ምስልጣን ኣይኣተወን። ኣብ ብዙሓት ኢጋጥሚታት ድማ ኣብ መደበራት ቲቪ. ተንታኒ ብምኻን ይቕላቐል ኢዩ።

**ሶል ካምበል፦**

ካብ ዕርዲ ምኽልኻል ኣርሰናል ዝነበሩ ሶል ካምበል ኣብ 2ይ ዲቪዝዮን ንዝመደበራ ማክስፊልድ ታውን ኣብ ምስልጣን ኣሎ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ትሪንዳድ ተበጎ ውን ተሓጋጋዚ ኣሰልጣኒ ኢዩ።

**ኮለ ቱሬ፦**

ን18 ኣዋርሕ ኣብ ስኮትላንዳዊት ክለብ ሰልቲክ ኣማኻሪ ቴክኒክ ኮይኑ ድሕሪ ምስርሑ፡ ኣብዚ ዓመት ቀድሚ ገለ ሳምንቲ ኣብ እንግሊዛዊት ክለብ ሌስተር ሲቲ ኣሰልጣኒ ቀዳመይቲ ጋንታ ኣሎ።

**ኣሽሊ ኮል፦**

ገና ካብ ጸወታ ዘይተፋነወ ዘሎ እንግሊዛዊ ኣሽሊ ኮል ኣብዚ ግዜ ኣብ ክለብ ደርቢ ካውንቲ ኣብ ትሕቲ ኣሰልጣኒ ፍራንክ ላምፓርድ ይጻወት ኣሎ። ካብ ጸወታ ምስ ተፋነወ ግን ኣብ ኣርሰናል ዳህሳሲ ህጻናት ተጻወቲ ኮይኑ ክሰርሕ ይመርጽ። ኣርሰናል ናይ ስራሕ ዕድል እንተ ፈጠራትሉ ማለት ኢዩ።

**ሮበርት ፒረዝ፦**

ኣምባሳደር ክለብ ኣርሰናል ብምኻን ኣብ ዝተፈላለዩ ስራሓት ዝጦፍ ዘሎ ፒረዝ ኣብ ምስልጣን'ዛ ክለብ ክኣቱ ብዙሕ ግዜ ሓቲቱ ክሰልጦ ግን ኣይከኣለን።

**ጂልበርቶ ሰልቫ፦**

ኣብ ግሪኻዊት ክለብ ፓናቲናኮይስ ዳይሬክተር ቴክኒክ ኮይኑ ኣብ ምስራሕ ዝርከበ'ዚ መንደቕ ምኽልኻል ኣርሰናል ኣብ ምኽፍፋል ኮይኑ ዝነበረ ብራዚላዊ ጂልበርቶ ሰልቫ ውን ንኣርሰናል ተጻወቲ ካብ ላቲን ኣሜሪካ ኣብ ምምጻእ ክሰርሕ ፈቲኑ ኣይሰለጦን።

**ፓትሪክ ቬየራ፦**

ንኣሜሪካዊት ክለብ ኒውዮርክ ሲቲ ድሕሪ ምስልጣኑ ካብዞ ዓመት ውድድር ኣትሒዙ ኣብ ሃገሩ ፈረንሳ ንክለብ ኒስ ኣብ ምስልጣን ዝርከብ ቬየራ ምስቲ ንኣርሰናል ኣብ ሜዳ ኮይኑ ዝመርሓሉ ዝነበረ ዓቕሚ ኣብ ቦታ ምስልጣን ኮይኑ ክረኽቦ ብዙሕ ግዜ ሓቲቱ ኢዩ። ብፍላይ ክኣ ኣብ ክለብ ማንቸስተር ሲቲ ኣብ ዝሰርሓሉ ዝነበረ እዋናት።

**ዴኒስ በርካምፕ፦**

ኣርሰናል ዳህሳሲ መንእሰያት ተጻወታ ክትገብሮ ሓቲታቶ ኣበይዋ ኢዩ። ንሱ ዝደሊ ዝነበረ ኣብ ምስልጣን ቦታ ክወሃቦ፡ ዝ. ምስ ሰኣነ ድማ ኣብዚ ግዜ ኣቡታ ኣብ ልዕሊ ርያል ማድሪድ ተኣምር ዝሰርሐት ክለብ ሃገሩ ኣያክስ ኣምስተርዳም ተሓጋጋዚ ኣሰልጣኒ ኮይኑ ይሰርሕ ኣሎ።

**ትየሪ ሄንሪ፦**

ኣብ ኣርሰናል ዝጀመሮ ቆልዑ ምስልጣን ከምቲ ኣቀዲሙ ዝተገልጸ ብዘይ ምስምማዕ ምስ ኣርሰን ቬንገር ጉዲፍዎ። ኣብ ቤልጅዩም ተሓጋጋዚ ኣሰልጣኒ ኮይኑ እታ ሃገራዊት ጋንታ ኣብ ዋንጫ ዓለም ሩሲያ 3ይ ደረጃ ክትሕዝ ኣበርኪቱ። ኣብ ሞናኮ ነፍሱ ክኣሉ ክሰልጥን ኣብ ዝፈተኖ ግን ኣይተዓወተን።

**ሚኪኤል ኣርቴታ፦**

ዋላ'ኳ ምስዞም ኣቀዲምም ክጥቀሱ ዝጸንሑ ጉዳም ተጻወቲ ኣርሰናል ኣይኮኑን ድሒሩ ኣብ ዝመጸሉ ግን ሓሊቃ ጋንታ ኮይኑ ውን መሪሕዋ ኢዩ። ስጳኛዊ ሚኪኤል ኣርቴታ፡ ንኣርሰን ቬንገር ተኪኡ ኣሰልጣኒ ክኸውን ኢዩ ተባሂሉ'ኳ ይግለጻሉ እንተነበረ፡ ኣስርሰናል ግን ንዘይትፈልጦን ዘይፈልጣን ኡምሪ ኢያ መሪጻ። ኣርቴታ ተሓጋጋዚ ፔፕ ጓርድዮላ ኣብ ማንቸስተር ሲቲ ኮይኑ ዝሀቦ ዘሎ ኣበርክቶን ዝቖሰሞ ዘሎ ፍልጠትን ዘኢትሃገር ኢልካ ትገልጾ ኢዩ። በዚ ድማ ብዘይ ወዓል ሕደር ንኣርሰናል ዝመርሓሉ መገዲ ክጥጥሕ ኒርዎ ዝበሉ ደገፍታ ብዙሓት ኢየም።

ካብዞም ተጻወቲ ኮይናም ኣብ ኣርሰናል ታሪኽ ዝሰርሑ ጉዳይም፡ መን ኣብ ቦታ ምስልጣን ዓወት ክኸውን ትግምትዎ? እቲ ክትዕ ናባኹም ንገድፎ።